# ትሕዞ መንእሰይ







**ክልተ ወርሓዊት መጽሔት**
**ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ**

**ጥቅምቲ 2012 ቍ.36**

**መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10**

<u>ዋና ኣሰናዳኢ</u>
መስፍን ገብረሂወት

<u>ኣሰናዳኢ ቦርድ</u>
ኣሚን ተኽላይ
ኤደን ሃብቶም

<u>ለይኣውት</u>
ዮዲት ብርሃነ

<u>ስእልን ዲዛይን ገበርን</u>
ሄኖክ ጸሃየ
ዓወት ሽሞንዲ
ዮሃንስ በረኸት


ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፣ ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ።


<u>መጽሔት "መንእሰይ"</u>
ቁ.ሳ.ጾ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

<u>ዘርጋሒ መጽሔት</u>
ቁ.ስልኪ 125394

# ቃል ሓሰኖዳሊ

ሓርነታዊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ብተሳታፍነትን ንጡፍ ተዋሳእነትን ኩሉ ቀጸላታት ሕብረተሰብ ብዓወት ምዝዛሙ ታሪኽ መዝጊብዎ ዘሎ ሓቂ'ዩ። ብፍላይ እኳ ተሳታፍነት መንእሰያት ኣብ ኩሉ መዳያት ናይ'ቲ ቃልሲ ዕዙዝ ብምንባሩ፡ መንእሰያት ቀንዲ ሞተረ ናይ'ቲ ንሓርነት ዘንቀለ ሰላማውን ዕጥቃውን ቃልሲ ኮይኖም እዮም። ድሕሪ ናጽነት መላእ ሃገር'ውን እንተኾነ ብተኸታታሊ መግዛእቲ ዝዓነወ ቁጠባ ኣብ ምሕዋይን ልኡላውነት ኣብ ምርግጋጽን ምውሓስን እቲ ዝኸበደ ጾር ኣብ እንግድዓ መንእሰያት ምዃኑ ዝሰሓቶ ሰብ ኮቶ ኣይነበረን። መድረኻዊ ሓላፍነት ናይ ነፍሲወከፍ ወለዶ ብምዃኑ ድማ ኤርትራውያን መንእሰያት ሕድሪ ሰማእታት ብግብሪ ንምትርጓም ኣብ ቀጻሊ መኸተ ይርከቡ ኣለዉ።

ኣብ መብዛሕትኡ ሕብረተሰባትን ብዙሕ ኣጋጣሚታትን መንእሰያት ሰዓብቲ እምበር መራሕቲ ዘይኮኑሉ፡ ልኡማት እምበር ንጡፋት ተዋሳእቲ ዘይኮኑሉ ግዜ ነይሩ እዩ። ቀንዲ ምኽንያት ናይ'ዚ ድማ ንዘመናት ዝቐጸለ ኣረኣእያ ሕብረተሰብ ኣብ ልዕሊ መንእሰያት'ዩ። እዚ ንመንእሰያት ገና ብተመኩሮ ዘይበሰሉ፡ ሓላፍነት ዘይስምየም፡ ኣብ ነብሶም እምበር ኣብ ጉዳይ ሕብረተሰብ ተገዳስነት ዘይብሎም ገይሩ ዝጥምት መረዳእታ፡ ሓይልን ጸዓትን መንእሰያት ብኸምቲ ዝድለ ንኸይበራብርን ኣበርክቶኦም ንኸድረትን ጠንቂ ኮይኑ እዩ። ኣብ'ዚ ዘሎናዮ መዋእል እዚ መረዳእታ'ዚ እናተቐየረ ይመጽእ እኳ እንተሎ፡ ተራ መንእሰያት ኣብ ኩሉ መዳያት ማለት ካብ ምውጣን ክሳብ ትግባረን ገምጋምን ተሳታፍነቶም ብምልኣት ዝቕበል መረዳእታ ሕብረተሰብ ኣብ ምህናጽ ብዙሕ ክስረሓሉ ዘለዎ'ዩ።

ብርግጽ መንእሰያት ብዕድመ ንኡሳት ብምዃኖም ተሞኩሮ ክጎድሎም ንቡር፡ ንኹሉ ነገር ክንፍትን በሃልቲ ብምዃኖም ጌጋታት ክገብሩ ምስ እንዕዘብ ከገርመና የብሉን። እንተኾነ እዚ ንቡር ባህርያዊ መስርሕ እዚ ንመንእሰያት ናብ ልኡምነት ኣምሪሑ ተቐበልቲ'ምበር ኣንቀልትን ቀለስትን ዘይኮኑሉ ኩነት ክንፈጥር ኣይግባእን። ምኽንያቱ ተሞኩሮ ካብ ቀጻሊ ፈተነ፡ ቅኑዕ ኣሰራርሓ ድማ ካብ ጌጋ ስለዝውለድ።

ስለ'ዚ መንእሰያት ካብ ንእስነታዊ ባህሪኦም ንዝፍጽምዎ ጌጋታት ብሃናጺ መገዲ ብምእራም ብቐጻሊ ትምህርቲ፡ ምኽሪ፡ ማዕዳን ደገፍን ርእሰ-ተኣማንነቶም ከነሐይሎን ፈልፋሊ ፍልጠቶምን ብቕዓቶምን ብተዓጻጻፊ ክንከስበሉ የድሊ። ልዕሊ ኹሉ ኸኣ ምሉእን ንጡፍን ተሳታፍነት መንእሰያት ናይ ዋንነት መንፈስ ስለዘማዕብል፡ መንእሰያት ኣብ ዝነጥፍሉ ኩሉ ስርሓት ናይ መደባቶም ዋናታት ንምግባሮም ከይተሓለልና ክንጽዕረሉ የድሊ። እቲ ብመንእሰያት ተማእኪሉ፡ ንናይ መንእሰያት ጥራይ ዘይኮነ፡ ንኹሉ ህዝቢ ሕልናኡ ዘዕገበ፡ ኣብ 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት እተንጸባረቐ ንጥፈታት፡ መንእሰያት ብግቡእ እንተተወዲኦምን ሓላፍነት እንተተሰኪሞምን ካብኡ ንላዕሊ ተኣምር ክሰርሑ ከም ዝኽእሉ ምልክት ዘሕለፈ ምንባሩ፡ ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ኣብ ኣዳራሽ ምምሕዳር ዞባ ማእከል ኣብ እተኻየደ ናይ መዛዘሚ ግብዣ ገሊጽዎ'ዩ።

ኣብ ናይ ሎሚ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ኣብ ዓምዲ ጉዳያት መንእሰይ ንተራን ኣበርክቶን መንእሰይ፡ ሚድያን ጽልዋኡ ኣብ መንእሰያትን ከምኡ'ውን ንተራ መንግስቲ ኣብ ምሕያል ላዕለዎት ትካላት ትምህርቲ ዝድህስሱ ሓውሲ መጽናዕታዊ ጽሑፋት ቀሪቦም ኣለዉ። ኣብ'ቶም ዝተረፉ ልሙዳት ዓምድታት'ውን ንኹሉ ኣንባቢ ብሓፈሻ ብሕልፊ ኸኣ ንመንእሰያት እምህሩን ኣዘናግዑን'ዮም ዝበልናዮም ትሕዝቶታት ቀሪብናልኩም ኣሎና። ዓምድታት ስፖርት፡ ልብወለድ፡ ሓንቲ ሕቶ ኣላትኒ ወዘተ ድማ ንዝቕጽል ሕታም ይዳለዉ ኣለዉ። ክሳዕ ሽዑ ጠጥዕሙ!

# ድሃይኩም

## ንሳንዲት መልእኽቲ ኣብጽሓልና

ናይ ዓመታት ዓሚል መጽሔት መንእሰይ እየ። ኩሉ ትሕዝቶኣ ሓደ ብሓደ የንብቦ እየ። እምበሺ ኣብ ሓጺር ግዜ ኪይትውደኣኒ እናቘጠብኩ እየ ዘንብባ። ኣብ ሰሙን ክልተ ዓምዲ ኢለ ንንብሰይ ይእዝዛ። ምስ መሓዙተይ ኮይንና ኸኣ ነዕልላ። ንሕና ኣርባዕተ ኢና፡ መጽሔት መንእሰይ ከኣ ሓሙሻይቲ መሓዛና።

በዚ ኣጋጣሚ፡ ምንባብ መጽሔት መንእሰይ ብናይ ሳንዲት (ብዘልኩ ደኣ) ስለንጀምሮ፡ ንሳንዲት ቀጻሊ ኢና ንዘክሮሞ፡ ዝኸበርካ ኣሰናዳኢ፡ ንሳንዲት "ኣይትጥፈኣና። ኣብ'ቲ ካልእ መራኸቢ ብዙሃን ከኣ'ባ ምጸኣ" በልልና ሓደራ። እቲ ኣብ መጽሔት መንእሰይ ትጽሕፎ ዘልኩ ደኣ ቀመምካ ነንብቦ ኢና። ንሕሸሸልካ ኢና" በልልና።

*ሃና መሓሪ ካብ ሴታንታኦቶ*

## ትሕዝቶኣ ቅሩብ ፍኹስ እንተዝብል

ናብ ዝኸበርካ ኣሰናዳኢ መጽሔት መንእሰይ፡ መጀመርታ ንዓኻትን ንኸሎም ኣባላት ምድላው መጽሔትን ሰላምታይ ኣቕድም። ምእንቲ ሕጽር ክብለለይ ብቐጥታ ናብ ርእይቶይ ክሰግር።

ኣቀራርባ መጽሔት መንእሰይ ቅሩብ ቅይር እንተዝብል ምፈተኹ። ትሕዝቶኣ እንሓንሳብ ክብድ ይብል እናኾነ፣ ማለትሲ ዕጽቕ ትብል'ያ። ናይ ቀረባ ኣብ'ት ኣብ'ዛ ዝሓለፈት ሕታም (ቁ.35) ዝበዝሐ ትሕዝቶኣ ኣዝዩ ከቢድ ጽሑፋት'ያ ኣኣንጊዳ። ምናልባት ነዚ ጽሑፍዚ ብቐሊሉ ዝርድእዎን ዝፈትውዎን የለዉን ማለተይ ኣይኮንኩን። ግና እቶም ዝሰኣሰና ናብኣም ክንድይብ ተጸጊምና ስለዘሎና፡ ንሳቶም ናባና እንተዝወርዱ'ሞ፡ እቲ ኣቀራርባ ጽሑፋት ቅሩብ ፍኹስ ዝበለ እንተዝኸውን ደስ ምበለኒ።

*ሰዒድ ኣወልከር ካብ ከረን*

## ኣብ ግዚኣ ክትወጸልና

መጽሔት መንእሰይ ሽሕ'ኳ ክልተ ወርሓዊት ምኳና ኣብ ቀዳማይ ገጻ ሰፊሩ እንተሎ፡ ኣብ ክልተ ወርሒ ኣይትመጸናን ኣላ። ናይ ዝሓለፈት መጽሔት መንእሰይ እቲ ፊደል ብደቂቕ እተጻሕፈን ኣዝዩ ስግድ ዝበለንዩ ነይሩ። እቲ ዝፈሰሰላ ጻዕሪ ኣብ ቦታኡ ኾይኑ፡ ግና ብርህ ኢሉካ ኩተንብቦ ዝዕድም ኣይነበረን። እዛ 64 ገጻት ሒዛ ብደቂቕ ፊደላት ዝተጻሕፈ ትሕዝቶ ሒዛ ዝወጸት መጽሔት፡ ቡብ40 ገጻት ክልተ ግዜ ክትወጽእ ምኸኣለት'ሞ እዋና ሓሊያ ምወጸት። ዓማዊላ ድማ ምተሓጎሰና።

*መም/ ኢሳያስ ኤፍሬም*

## መሳጢ ቃለ-መጠይቕ

ምስ ኢንጂነር መዓሾ ተወልደ ዝተኻየደ ቃለ-መጠይቕ ኣዝዩ ኣገዳስን መሳጥን ትሕዝቶ ነይርዎ። ብሕልፊ ነቶም ኣብ ሞያ ምህንድስናን ምስኡ ኣብ ዝተኣሳሰር ዓውደ-ስራሕን እንርከብ ሰባት፡ ብግሉጽን ሃናጽን መገዲ ከም ዝበርህ ስለእተገብረ፡ መጽሔት መንእሰይ ስለ'ቲ ዝወሰደቶ ሰናይ ተበግሶ፡ ኢንጂነር መዓሾ ድማ ስለ'ቲ ዝሃቦ መማዕበሊ ሓሳባት ኣዝየ ኣመስግኖ። መጽሔት መንእሰይ ኣብ መጻኢ'ውን ምስ ካልእ ሞያውያን ዘላሊ ቃለ-መጠይቕ ሒዛትልና ክትመጽእ ዘሎኒ ተስፋ እገልጽ።

*ኢንጂ. ኣ.ገ*

## ኤርትራዊ መንእሰይ

ኤርትራዊ መንእሰይ፡ ኩሉ ዝኽእሎ ብትግሃትን ብትዕግስትን፡ ብሓቦን ኒሕን ኣብ ዝተፈላለየ ብደሆታት ሕልናኡ ኣብ ዝቐረጸ፡ ነቲ ክንብሮ ዘለዎ ንስለ'ዛ ሃገር ነቲ ውፉይ ጽኑዕ ህዝቢ ኤርትራ ጻምኡ ክኸፍል እጃሙ ከበርክት ወትሩ ሓኾት ኣብ ምባል ይርከብ። ኣብ ሃሩር፡ ኣብ ቁሪ ብጸላም ብቐትሪ ብዘየገድስ፡ ነቲ ዕላማ ሕልሚ ትማሊ ራኢ ጽባሕ ብቐለም ሰኒዱ ብግብሪ ንዓለም ከመስክር ምዓስ እጸግም? ዝገበሮን ዝገብሮን ይኣኽለኒ ከይበለ፡ መንፈስ ትርኢቱ ምዓስ ትህኪት እፈቱ። እወ ኣብ ሎሚ ኮይኑ ንጽባሕ'ውን ምዓስ እብል። ኣብ ትማሊ ኮይኑ ግን ንሎሚን ጽባሕን ትልሚ ቐይሱ ቅማረታት ሕንጻጽ ንድፊ ነዲፉ ብኣምር ባህጊ ከም ሻሙ ተሻምዩ'ዩ ዝትግበሮ።

ኣየወ እዚ መንእሰይ ንሱን ዝናኡን፡ ንሱን ባህጉን ጸብጺብካ'ሞ ምዓስ እውዳእ። ብቕድመ ፍትወት ነብሲ ሂወቱ ከይበቐቐ ካብ ዘመነ-መግዛእቲ ክሳብ'ዛ ሎሚ መስገደል ሓሊፉ ባብ ዓውት ንናጽነት መስዋእቲ ክኸፍል ኣይተራእየን'ዶዩ? እወ ኣላሽ ኢሉ ከይተምበርከኸ ንዘይተመጽዋትነት'ውን እጆግኡ ሰብሲቡ ንዘይፍንቀል ከውሒ ርሃጹ እናንጠበ ኅቦ ኣፍሪሱ ህንጻታት እሃንጽ። እወ መንእሰይ ኤርትራ ዝባደመ መሬት ከልምዕ ንትንፋስ ጎሮሮ እት'ኸውን ማይ ኣብ ዘይፍልፍል ዓይኒ ማይ የንትዕ። እንታይ'ሞ ጻማዚ መንእሰይ ረቕሒካ ምዓስ እውዳእ። ነቲ ጸድፊ ኣፍሪሱ ጽርግያ እሃንጽ። ነቲ ዘይሰገር ሩባ ድንድል ሰሪሑ፡




ንዘይከኣል ፍጹምነቱ ብሓይሊ ጻዕሩ ባዕሉ የኽእሎ። ብርግጽ መንእሰይ ኤርትራ ንሱ ዝኽእሎ መንከ'ሞ ኪይክእሎ። ብቐልጽሙ ዝተተርብዐ እምኒ ዓረ፡ ንማሽናት'ኳ ንጋዶ። ስለዚ መንእሰይ ኤርትራ ይዕበ ይንኣስ ሃይማኖት፡ ብሄር፡ ዓሌት፡ ከይበለ ብዘይኣፈላላይ እዛ ሃገር ኣብ እትጠልቦ ንስሌኣ ክውፈ፡ ሕድሪ ሰማእታቱ ከጽንዕ ቁሩብነቱ ወትሩ ምስ ኣረጋገጸ'ዩ። እወ ብደም ዝተረኸበት ሃገር፡ ንስለ'ዛ ክብርቲ ሰንደቕ ብኣርባዕተ ሕብርታት ዝቖመት ኣርማ ባንዴራና ቀጻልነታ ከውሕስ ንውሉድ ወለዶ ክግስግስ ንገሆ ምሸት ብዘያመ ድምጺ ሓቂ መዝሙር ታሪኻዊ ርክባታ ወትሩ ብኸሉ ካብ ኩሉ ምስ ተዘምዬት እያ። እዛ ኣብ ዘንጊ ሓቂ ተሰቒላ እተንበልብል ሰንደቕ ዕላማና ንፋስ ኣብ ዘይብሉ'ኳ ትንፋስ'ዚ መንእሰይ'ዩ ዘንበልብላ።

ብዘኾነ ትርጉም መንእሰይ ኤርትራ እምበኣር ሓይሊ፡ ጽንዓት፡ ሓቦ፡ ኒሕ፡ ራኢ፡ ተስፋ… ኮታስ ንሱ ብንሱ ንዕኡ ዝብሃል ኩሉ ኣብ መጽሓፍ ዘርዚርካ'ውን ኣይኮነን፡ ስፍሓት ሰማይ ብቐለም ማይ ባሕሪ ተጠቒምካ እውን ለቒሊቕካ ዝውዳእ ኣይኮነን። ስለዚ እምበኣር መንእሰይ ኤርትራ ብጽንዓቱ ጀግና፡ብስርሑ ተውሊ፡ ብሞያኡ ድማ ወሓለ ኢልካ ምድምዳም ዝካኣል ኮይኑስ ክብሎ'ኳ ተቐሲበ ቀለም ብርዐይ ሓደ ብሃደ ንመንእሰይ ዝገልጹ ቃላት ከየመሻምሾ እናፈራሕኩ እንሆ ታሪኹ፡ ትርጉም ሕልሙን ጋህዱን በሪ ዓውቱ ብዮጭልፉ ካብ ባሕሪ ከዘንቱ ስምዒት ሓዲሩኒ። እንተኾነ ንዕኡ ዘውካእክዎም ቃላት ኣመና ውሑዳት ምስ ምኳኖም ግና ቁሩብ ስኽፍ እናበለኒ፡ ናብ ምዝዛሙ ኩብል። ብሓፈሻ መንእሰይ ማለት ብቓላት ኤርትራዊ ቋንቋ ኣብ ኤርትራ 'ህዝቢ ኤርትራ' ማለት ምኳኑ እንርዕሞን ርዒምና ድማ ዘይፈርስ ሓወልቲ ኣብ ልብና እንቐርጸንዩ።

*መም/ ምሕረተኣብ ኢያሱ*

*ቤ/ት ተኽለ ዓገባ - ጸዓዘጋ*

# ጉዳያት መንእሰይ

# እናንደለካ እንከበዝሑልካ

ኣማኑኤል በርሀ

ኣብ ሓንቲ ስድራ ኣቦ ወይ ጠዋር ስድራ ብህይወት ምስ ዘይህሉ፡ እታ ስድራ ኣብ ድኽነት ክትወድቕን ጉዕዞ ህይወታ ፈተነታት ክበዝሓን ምርኣይ ልሙድ’ዩ። እታ በዓል ቤታ ወይ ኣላዪ ስድራ ዝኾነ ውሉዳ ዝሰኣነት ኣደ ድማ ኣብ ከቢድ ጸገም ወዲቓ “እህህ….” ክትብል ትስማዕ። ህይወት ናይ’ታ ስድራ ኸኣ መልክዑ ይቕይር። እዚ ክውንነት’ዚ ግን ኩሉ ግዜ ሓቂ’ዩ ማለት ኣይኮነን። ተሓጋጊዝካ ምንባርን ተኻፊልካ ምብላዕን ኣብ ዝለማዱ ሕብረተሰብ፡ “ኣነ ጥዑም እናንሳዕኩዶ ጎረቤተይ ከብዱ ክሓክኽ” ኣብ ዝብል ሓፋሽ፡ ህይወት ዝበዝሑ ኣለይቲ’ያ ትረክብ። እኳ ደኣ እታ ኣደ ጠዋሪኣ ዘኪራ ከይትነብዕሲ፡ እቲ ሕብረተሰብ ዋኒኑ ንጽባሕ ኣወንዚፉ፡ ንዕዮ ገዝኣ ቀዳምነት ሂቡ ይምልስላ። ከም’ዚ ዓይነት ሕብረተሰብ ግን ኣብ’ዛ ዓለም ሃሰው ኢልካ’ዩ ዝርከብ። ንሕና እምበር ካብ’ቶም እዚ ጸጋታት’ዚ ዝተዓደልና ዕድለኛታት ህዝቢ ኢና - ብርግጽ!

ሕብረተሰብ ክንብል ከለና እቲ ብቐዳምነት ዝጥቀስ መንእሰይ’ዩ። ስጉሚ ሕብረተሰብ ብመንእሰይ ይቕለስ። መልክዕ ናብራ ሓፋሽ ብመንእሰይ ይምእዘን። ናህሪ ዕብየት ሃገር ብመንእሰይ ይዝወር። ህላወ ሕብረተሰብ ድማ ኣብ ማእገሩ ይስከሞ። ኤርትራዊ መንእሰይ’ምበኣር እዚ ተላፊንካን ተሓጋጊዝካን ናይ ምንባር ጸጋታትን ንጽጉም ናይ ምሕጋዝ ባህልን ዝተዓደለ ብምዃኑ፡ ኣብ ውሽጢ ሕብረተሰብ ሓጋዚ ስኢና ንድሕሪት እትተርፍ ስድራ ከይትርከብ ብምሉእ ሃሙን ቀልቡን ምስ ዓየየ’ዩ። ንባዕሉ ወትሩ ድልዊ ንመስዋእቲ እናሃለወ፡ ንባዕሉ ከቢድ ሃገራዊ ዕማም እናዓመመ፡ ኣብ ህይወት’ታ ስዉእ ዘለዋ ስድራ ድማ ንዕማም’ቲ ስዉእ እናተዋሰአ “ኣለኹልኪ” ይብላ ነታ ስድራ።

ንኻልኦት ዘይምሕጋዝ’ምበር ንስለ ካልኦት ምውፋይ ኣብ ዘየገርመሉ ሕብረተሰብ ዝዓበየ ኤርትራዊ መንእሰይ፡ ስድራ ስዉኣት ኣብ ምሕጋዝ ጉልበቱ፡ ንዋቱ፡ ኮታ ኩለንትናኡ የበርክት ኣሎ። ንኣደ’ቲ ትማሊ ኣብ ጎድኑ ኮይኑ ተኣምራት ሰሪሑ ዝሓለፈ፡ “ኣነ’ውን ውሉድኪ’የ” ይብላ። ንውሉድ’ቲ ትማሊ ኣብ ጎድኑ ኮይኑ ንስለ ካልኦት ዝተበጀወ፡ ኣቦ ይኾኖ።

ገለ ነገር እንተጎዲሉካ ይውሕደካ’ምበር ኣይበዝሓልካን’ዩ። ዝነበረካ ነገር እንተስኢንካዮ ሃጓፍ ይፍጠረካ’ምበር ኣይድመረልካን’ዩ። ኣባና ኣብ’ዞም “ኣብ ጎድንኻ’ለኹ ኣጆኻ!” በሃልቲ ሓፋሽ ግን፡ ሓደ ነገር እንተጎዲልካ፡ ንዕኡ ዝምልኡ ብየማንን ጸጋምን ይውሕዙልካ። ብዝጎደለካ ከተማርር ንደበስካ ይቀዳደሙልካ። ሰብ እንተስኢንካ ሰባት ትረክብ። ኣብ ኩሉ ኩርንዓት ናይ’ዛ ዓዲ ዘሎ መንእሰይ’ምበኣር፡ ሓደ ውሉዳ ንዝሰኣነት ኣደ ስዉእ፡ “ኣእላፍ ኣለናልኪ” ኢሎማን ይብልዋ’ለዉን። ብጉልበት ይህልወላ። ብንዋት ይህልወላ። ብሞራል ይህልወላ። ብመንፈስ ይህልወላ። እስትንፋስ ብእስትንፋስ ስለዘይትካእ ደኣ’ምበር፡ ብኻልእሲ ብልክዕ መተካእታ ውሉድ ይኾነላ። እኳ ደኣ ብዙሓት ተካእቲ!

ኣብ’ዛ ዓድና ማህጸን ጥራይ ኣይኮነትን ምስክር ውላድ። ካብ ማህጸና ክትወጽእሲ ይትረፍ፡ ኣብ ምብራቕን ምዕራብን እናነበርካ፡ ብገጽ’ውን ርኢኻያ ንዘይትፈልጥ ሓገዝ ዘድልያ ኣደ፡ ቅድሚ ልሳና ካብ ገጻ ኣንቢብካ ብተግባር ውሉዳ ትኸውን። ንሞራላ ካብ ሱሩ ክሳብ ጨናፍሩ ከተጉላዕልዕ፡ ንዘራእታ ካብ ምዝርኡ ክሳብ ቆፎኡ ከተብጽሕ፡ ንጽንዓታ ካብ ትማል ንጽባሕ ከተስጋግር፡ ንመንፈሳ ካብ ርጉእ ናብ ዝረግአ ከተብርኽ፡ “ኩሉ ዝከኣለኒ መንእሰይ እየ’ሞ ወትሩ ምሳኺ’የ” ትብላ።

በዚ ደቡብ መንእሰያት ይፍንቅሉ’ለዉ፡ ይስከሙ’ለዉ፡ ይነድቁ’ለዉ ገዛ ሰይቲ ስዉእ’ዩ። በዚ ምዕራብ መንእሰያት ይጫኹሩ’ለዉ፡ ይጽህዩ’ለዉ፡ ይዓጽዱ’ለዉ ግራት ስድራ ስዉእ’ዩ። በዚ ሰሜን መንእሰያት ነቲ ህጻን የሰራስርዎ’ለዉ፡ ይሓቑፍዎን ይስዕምዎን ኣለዉ፡ የሐንቅቕዎ’ለዉ ወዲ ስዉእ’ዩ። በዚ ምብራቕ መንእሰያት ነቲ ኣቦ ይድግፍዎ’ለዉ፡ ጋቢ ይኸድንዎ’ለዉ፡ የማምቕዎ’ለዉ - ኣቦ ስዉእ’ዩ። እዚ መንእሰይ’ምበኣር፡ ገጻ ኣንቢብካ ኣደ ስዉእ ምዃና እትልለ ኣደ ክትህሉ፡ ክዳኑ ርኢኻ ወዲስዉእ ምዃኑ ዝፍለጥ ቁልዓ ከይርከብ፡ ዕላል ሰሚዕካ ኣቦ ስዉእ ምዃኑ እትግምት ኣቦ ከየጋንፍ፡ ሕብራ ርኢኻ ሰይቲ ስዉእ ምዃና እትምስክር ከይትርከብ፡ ንምሕብሓቦም ኩለንትናኡ ወፍዩ ይዓዪ’ሎ፡ የድምዕ ከኣ።

መንእሰይን ኣደ ስዉእን፡ ንሱ “ጌረልኪ” ኣይብላን፡ ንሳ ድማ ብፍጥረታ ተመስገን በሃሊት ስለዝኾነትሲ “ጎዲሉኒ” ክትብል ኣይትስማዕን። ንሱ ከይተሰከፈት ድልየታ ክትነግሮ ይምሕጸና፡ ንሳ ግን “እንታይ ኣትሪፍካ ኩሉ ዓሚምካዮ ኢኻ” ኢላ ትምልሰሉ። ንሱ ዝተረፈ ዕማም ከይህሉ ይፍትሽ፡ ንሳ ግን “ኣዕርፍ ሕጅስ ይኣኽለካ” ትብሎ። ውሉድ ይኾና፡ ኣደ ትኾኖ። ስለዝተመሓሓሉ ዘይኮነስ፡ ከምኡ ስለዝኾነ እቲ ኤርትራዊ መንፈስ።

# ኣብ'ዚ ምዕቡል ዘመን
# ምርኣይ'ውን ምእማን ኣይኮነን

ኣልኣሚን ሓምድ ኣልኣሚን

ምርኣይ ማለት ንሓደ ነገር ብኣካል ምዕዛብ ጥራይ ኣብ ዝነበረሉ እዋን "ምርኣይ ምእማን'ዩ" ይበሃል ነይሩ። ሎሚ ምስ ምዕባለ ተንቀሳቓሲ ስእልን ቦታን ግዜን ዝሰገረ ስልጣኑ ሳተላይትን ግን፡ 'ምርኣይ' ብኣካል ምዕዛብ ጥራይ ዘይኮነስ፡ ብመደብ ዝተመስረሐ ፈጠራ ምዕዛብ'ውን ኮይኑ'ሎ። ምስ ስልጣኑ ዓለምን ምዕባለ ቴክኖሎጅን ክስጉም ዝበቅዕ እምበኣር እቲ ዝርእዮን ዝሰምዖን ከም ዘለዎ ተቐቢሉ ዝኣምን ዘይኮነስ፡ እቲ ንዝረኸቦ ሓበሬታ ብነቓፌታዊ ዓይኒ መሚዩ ዘድልዮ ዝወሰድ እዩ።

ዘድልየካ ንኽትወስድ ድማ ፈለማ እንታይ ከም ዘድልየካ ምፍላጥ የድሊ። እንታይ ከም ዘድልየካ ምፍላጥ ከኣ መን ምዃንካን መን ክትከውን ከም እትደልን ኣብ ምፍላጥ ይምርኮስ። እዚ ንነብሮ ዘለና ዘመን፡ ብቐንዱ ነዚ ነጥቢ እዚ ኣብ ምልክት ሕቶ ብምእታው፡ እንታይነትካን እንታይነት እትደልዮ ነገራትን ፈሊኻ ንምርዳእ ዘጽግመሉ እዋን ኮይኑ'ሎ። ምዕባለ ቴክኖሎጂ ሓበሬታ ምርጫታት (ሕርያታት) ብምብዛሕ ኣማራጺታት ከም ዝውሕዱ (ወይ ብቐሊሉ ከም ዘይልለዩ) ገይሩ ኣሎ። እዚ ኩነት እዚ ድማ ብፍላይ ነቶም ተሞክሮ ህይወት ዝውሕደና መንእሰያት ግዳይ ዝገብር እዩ።

ናይ'ዚ ግዜ'ዚ መንእሰያት እቲ ጸጋን ብልጫን ወለዶኦም ዝኾነ ምዕባለ ቴክኖሎጂ ሓበሬታን ዝርገሐ መራኸቢ ብዙሓንን፡ ኣብ ክንዲ ብመሰረት ኣድላይነት (ከከም ኣድላይነቱ) ዝጥቀሙሉ፡ እቶም ወነንቲ ቴክኖሎጅን ዘርጋሕቲ ሓበሬታን ዝኾኑ ወገናት ከም ድልየቶም ይጥቀምሎም ከይህልዉ ኣብ ዘስግኣሉ ደረጃ ንርከብ። ከመይሲ ብዓለም ደረጃ ከም ጸገማት መንእሰያት ዝጥቀሱ ነገራት ምስ እንርኢ፡ ጎነጽ፡ ዓመጽ፡ ኣባኻንነት፡ ጽዩፍ ተግባራት፡ ራእይ ዘይምህላው (ንሽዓ ጥራይ ምንባር)፡ ጸረ ማሕበራዊ ህይወት ዝኾነ ኣተሓሳስባ፡ ማሕበራዊ ውድቀት… ዝብሉ ብድምር ከም ውጽኢት ጽልዋ መራኸቢ ብዙሓን ዝግለጹ ኮይኖም ንረኽቦም።

እቶም ብደረጃ ዓለም ዝበዝሐ ቁጽሪ ተዓዛቢ ዝስሕቡ ፍርያት ፊልምን ደርፍን ንዕኡ ዝዝርግሑ መርበባትን፡ እዚ ከም ቀንዲ ጸገም መንእሰያት ዝግለጽ ዘይንቡር ባህርያት ዝዓብለሎ ትሕዝቶ እዮም ዝዝርግሑ። ከም ውጽኢቱ ድማ መንእሰያት ይሕመዩን ይውገዙን። ብዛዕባ ጽልዋ መራኸቢ ብዙሓን ብዙሕ ተጻሒፉን ተዘሪቡን እኳ እንተ'ሎ፡ ናህሪ ዕብየትን ዓብላልነትን መራኸቢ ብዙሓን ምስ እንርኢ፡ ጌና ብዙሓት ከም ዘይነቐሑሉ ዘረድእ እዩ። በብእዋኑ ንጽልዋ መራኸቢ ብዙሓን ኣብ ትሕተ-ዕድመ ብዝምልከት ዝተገብሩ መጽናዕታት ካብ ሓቂ ዝሓፍሩን ሻራ ዝወሰዱን ኮይኖም ብምጽንሖም ድማ ክሳብ ሎሚ እዚ ዛዕባ እዚ ከይተኣረመን ሃሳይነቱ እናገደደን ይቕጽል ኣሎ። መብዛሕትኡ እቲ ንኣሉታዊ ጽልዋ መራኸቢ ብዙሓን (ብፍላይ ምርኢታት ተለቪዥንን ፊልምታትን፡ ድሒሩ ድማ ገጻት መርበብ ሓበሬታ/ኢንተርኔት) ከጽንዕ ዝብገስ መደባት፡ በቶም ወነንቲ መርበባት ተለቪዥንን ኣፍረይቲ ፊልም ትካላትን ስለዝምወል፡ ተባዕ መደምደምታ ዝህብ



ኣይኮነን። እዚ ድማ ንመንእሰያት እተን ምዕቡላት ዝበሃላ ሃገራት ግዳይ ናይ'ቶም ዕዳጋ ጥራይ ዝዓጠም ስሱዓት ሰብ ርእሰ-ማል ገይርዎም ይርከብ። መንእሰያት እተን ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ዝበሃላ ሃገራት ድማ ኣብ ርእሲ ዘላታ ተወሳኺታ ከም ዝበሃል፡ ቡቲ ሓደ ሰኣን ዓቕሚ ቡቲ ኻልእ ድማ ሰኣን ኣፍልጦን ተገዳስነትን ኩነታቶም ብዘይሻራዊ መጽናዕቲ ንምፍላጥ ዝውሰድ ስጉምቲ የለን።

ማዕበል እቶም ኣብ ጽላት ቴክኖሎጂ ሓበሬታን መራኸቢ ብዙሓንን ዝነጥፉ ወገናት ግን ዝንሕፎም ኣይኮነ። መብዛሕትኦን ስድራቤታት ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት፡ ስኡናትን ኣብ ትሑት ቅዲ ህይወት ዝነብራን እኳ እንተኾና፡ ሓይሊ ጽልዋ መራኸቢ ብዙሓን ብዝምስክር ስግንጢርነት ንቴለቪዥን፡ ረሲቨር ሳተላይትን ሞባይልን ዝኸውንሲ ኣይስእናን!

ምስናይ ድኽመታቱ ሓደ-ሓደ ነዚ ዛዕባዚ ዝትንክፍ መጽናዕታት ግን ኣይተሳእነን። ሓደ David Burckingham ዝበሃል ተመራማሪ ዝገበሮ'ሞ ብ2008 ብMIT press ዝተሓትመ መጽናዕቲ ከም ኣብነት ክርኢ። እዚ "Youth, Identity and Digital Media" ብዝብል ኣርእስቲ ዝተሓትመ መጽናዕቲ ኣብ ኣሜሪካ ዝተገብረን ንኣሜሪካዊ ክዉንነት ጥራይ ዝገልጽ ብምዃኑ ወካሊ ዘይኮነ'ውን ይኽእል፡ ይኹን እምበር ንጽልዋ መራኸቢ ብዙሓን ዝምልከት ብምዃኑ ሓደ ስእሊ ክንፈጥር ስለዝሕግዝ ኣብ ገለ ነጥብታት ምውካሱ ጽቡቕ እዩ። እቲ መጽናዕቲ ካብ ጥሪ ክሳብ ግንቦት 2002 ዝተፈነዋ 38 ተኸታታሊ ፊልምታት ድሕሪ ምክትታል፡ ነፍስወከፎም ኣብ ውሽጢ ሓደ ሰዓት ካብ 15 ክሳብ 19 ኀጽ ዘንጸባርቕ ፍጻሜታት ከም ዘርእዩ መስኪሩ። እታ ብብዝሒ መንእሰያት ከም ዝከታተልዋ እትፍለጥ MTV ድማ ኣብ ውሽጢ ሓደ ሰዓት 39 ኀጽን ጸረ ማሕበራዊ ህይወትን ዝኾነ ፍጻሜታት ከም ዝዘርገሐት እቲ መጽናዕቲ የረድእ።

ንMTV ከም ኣብነት ወሲድና ምስ እንርኢ፡ MTV ብመሰረት ናይ 2001 መጽናዕቲ ኣብ ዓለም 350 ሚልዮን ስድራቤታት ይከታተልኣ። 82% ካብ ተኸታተልቲ MTV ኣብ ክሊ ዕድመ 12 ክሳብ 34 ዘለዉ መንእሰያት ክኾኑ ከለዉ፡ ሰሙናዊ መንእሰያት ደቂ ኣንስትዮ ን6.6 ሰዓት እቶም ደቂ ተባዕትዮ ድማ ን6.2 ሰዓት ይከታተልዋ። እዚ ማለት 1,638



(39 ናይ ኀጽን ጸረ-ማሕበራዊ ህይወትን ፍጻሜታት X 6 ሰዓት X 7 መዓልታት) ኀጽን ጸረ ማሕበራዊ ህይወትን ዝኾነ ፍጻመታት ኣብ ሰሙን ይዕዘቡ ማለት እዩ።

ካልእ ስታቲስቲክስ ናይ'ቲ መጽናዕቲ ምስ ንርኢ፡ 61% ፕሮግራማት ተለቪዥን ኀጻዊ ትሕዝቶ ኣለዎም። 43% ድማ ንኀጽን ዓመጽን ከም መስሓቕን መዘናግዕን የቕርቡ። 44% ካብ መደባት ተለቪዥን በደልን ዓመጽን ኣርእዮም ከብቅዑ ከም ሳዕቤኑ ዝኸሰት ጸገም ዘየርእዩ ምዃኖም ከይኣክል፡ በደልቲ ክቕጽዑን ክእረሙን ከየርኣዩ ይዛዘሙ። እዚ ድማ ኑቶም ብገርሆም ነዚ ፍጻሜታት እዚ ንነዊሕ ሰዓታት ብተደጋጋሚ ዝዕዘቡ መንእሰያት ንኀጽን ዘይማሕበራዊ ባህርይን ከም ቅቡል ክወስድዎ ይገብሮም።

ብዘይካ እቲ ንኀጽ ዘቃልዕ ምርኢታት፡ መብዛሕትኦም ትሕዝቶ መደባት ተለቪዥን ንሞራላዊ ክብርታትን እምነትን ሕብረተሰብ ዝጸረሩ እዮም። ንወለድኻን ንካባቢኻ ዝዓብዩን ምኽባር፡ ብሕጊ ስድራቤት ምግዛእ ዝብሉ ክብርታት ቀዳሞት ግዳያት መራኸቢ ብዙሓን




ኮይኖም ኣለዉ። እቲ ዝኸፍኣ ድማ መንእሰያት ኣብ ጾታዊ ርክብ ዘህልዎም ኣረኣእያ ይቕየር ምዃኑ እዩ። እቶም ንብዙሕ ሰዓታት መሳኸቲ ተለቪዥንን ፊልምታትን ዝዕዘቡ መንእሰያት ንጾታዊ ርክብ ጌና ተማሃሮ ካልኣይ ደረጃ ከለዉ ክፍትንዎ ከም ዝህንጥዩ፡ ቅድሚ መርዓ ጾታዊ ርክብ ምፍጻም ነውሪ ገይሮም ከም ዘይርእይዎን ዝተፈላለዩ መጽናዕታት ይሕብሩ። ብ1999 ኣብ ኣሜሪካ ዝተገብረ ንጽልዋ MTV ኣብ ልዕሊ ተማሃሮ ዝገምገመ መጽናዕቲ ከም ዘርእዮ፡ እቶም ተኸታተልቲ MTV ዝኾኑ መንእሰያት ጌና 7ይ 8ይ 9ይን ክፍሊ ከለዉ ንጾታዊ ርክብ ቅድሚ መርዓ ከም ቅቡል ይወስድዎ። ብዘይካ'ዚ ጽልዋ መራኸቢ ብዙሓን ንመንእሰያት ኣካላዊ ኣቀውማኦም ከም ዝጸልኡን ነፍሶም ከም ዝንዕቁን ናይ ምግባር ሓይሊ ኣለዎ። መንእሰያት ካብ ክልቲኡ ጾታ ኣቀውማ ኣካላቶም ልክዕ ከም ናይ'ቶም ኣብ መራኸቢ ብዙሓን ዝርእይዎም "ሞዴላት" ክኾኑሎም ምሒር ካብ ምብሃግ፡ ነቲ ተፈጥሮኣዊ ትዕድልቶም ምቕባል ይስእኑ። ካብ'ዚ ዝፍጠር ነፍሲ ምትሓት ድማ ጉሁያት፡ ብቐሊሉ ዝቑጥዑን ደህላትን ይገብሮም።

እዚ ኣብነታት እዚ ነቶም መንእሰያት ብተናጸል ግዳይ ዝገብሮም ወይ'ውን ንዓና ንመንእሰያት ኤርትራ ዘይምልከተና ክመስል ይኽእል። ሽሕ'ኳ ብዝሕን ዝርግሐን ተሌቭዥን ረሲቨር፡ ሞባይላትን ኣገልግሎትን ኢንተርኔትን ኣብ ሃገርና ክንዲ'ቲ ከም ኣብነት ክንጠቕሶ ዝጸናሕና ሃገር ኣይኹን፡ ጽልዋን ዓብላልነት መራኸቢ ብዙሓን ከዛ'ዚ ዝኽእል ብዘይምዃኑ ኩላትና መንእሰያት ብኣግኡ ክንንቕሓሉ ይግባእ።

እዚ ጽልዋ'ዚ ኑቶም ንዕኡ ዝተቓልዑ ብውልቂ ዝምልከቶም ስለዘይኮነ ድማ ምስ መዛኑና ኣብ ምትእርራም ክንነጥፍ ኣድላዪ እዩ።

ንምዕባለ ቴክኖሎጅን ዝርገሐ መራኸቢ ብዙሓንን ኣብ ጥቕምና ምስ ነውዕሎ ዝህቦ ረብሓ ብምግንዛብ፡ ግዳያት ዘይኮነስ ተረባሕቲ ክንከውን ኣለና። ነፍስወከፍ እነንብቦ መጽሓፍ ይኹን መጽሔት፡ እንሰምዖ ደርፍን ክሊፕን፡ እንከታተሎም ፊልምታትን መልእኽቶም ኣብ ግምት ብምእታው፡ ደረስትን ዘርጋሕትን ካብ'ዚ ፍርያት እንታይ ይደልዩ ምፍላጥ ዋላ እንተ'ሸገረና፡ ንሕና እቶም ኣህለኽቲ ካብ'ዚ ፍርያት እዚ እንታይ ንደሊ ከም ዘለና ድሕሪ ምሕሳብ ከንጥቀመሎም ኣገዳሲ እዩ። ምስ ዘሎ ብዝሒ ምንጭታትን ዕልቕልቕ ፍርያትን ግን ውልቃዊ ክብርኻን ክብርታት ሕብረተሰብካን ዓቂብካ፡ ካብ'ቲ ውሕጅ ዘድልየካ እናኣላለኻ ክትጥቀም ምኽኣል ቀሊል ብድሆ ኣይኮነን። ከምዚ ንምግባር ሜላታትን ተርእዮታትን እቲ ጽልዋ ምፍላጥ የድሊ።

1

## ብዙሕ ሕርያታት ባዶ ኣማራጺ

ሓደ ዓቢ ሜላ ዕብለላ መራኸቢ ብዙሓን ብቑጽሪ ብዙሕ ብዓይነት ግን ስሑው ምኳኑ እዩ። እዘን እንከታተለን ምንጭታት - መርበባት ኢንተርነት፡ መደበራት ተሌቪዥንን ኣፍረይቲ ፊልም ትካላትን - ዝርዝር ኣስማተንን ኣቀራርባአንን እዩ ብዙሕ ደኣ'ምበር፡ ወነንተን ወሰንቲ ፍልስፍናታተንንሲ ኣዝዮም ውሑዳትን ኣብ ተመሳሳሊ ዓንኬል ዝነብሩን እዮም። እተን ሓሙሽተ-ሽዱሽተ ናይ MBC መሳኹቲ፡ ካልእ ዝተፈላለየ ኣሕጽሮተ ቃላት ዘቑሞ ስም ዘለወን መርበባትን ኣማራጺታት ዘይኮነስ ሕርያታት እየን ዘብዝሓልና። ክንድ'ዚ ብዝሒ ካብ ዘለዎ ስኪዐት ኣምሊጡ ናጽነት ኣእምሮኡ ክዕቅብ ዝኽእል ድማ እቲ ካልእ ኣማራጺ ዘናዲ እዩ። ኣማራጺ ኣብ ዘይረኽበሉ እዋን ድማ ካብ'ዚ ምንጭታት'ዚ ብግዜን ትሕዝቶን ዓቂኑ ክወስድ ዝኽእል እዩ።

2

## ካብ ወለድኻን ሕብረተሰብካን ዝያዳ ንብጹሓካ

ኣቀራርባ መብዝሕትኡ እቲ ንመንእሰያት ዕላማ ገይሩ ዝዳሎ መደባት፡ እቲ ምንጪ ኑቲ ተዓዛቢ ካብ ወለዱ፡ ኣዕሩኽቱ፡ ፈተውቱን መላእ ሕብረተሰቡን ዝያዳ ከም ዝብጽሖን ልዕሊኦም ከም ዝሓልየሉን ብዘስምዕ ኣቀራርባ ዝዳሎ እዩ። ንኣብነት ሓደ ተመሃራይ ምስ መዛንኡ ኣብ ህይወት እናተመኮረ ክበስልን ክዓብን ንቡር ክንሱ "ምስ ኣዕሩኽትኻ ክትሳነ ዘኽእሉኻ 10 ነጥብታት" ብዝብል ኣርእስቲ እልቢ ዘይብሉ መዳበት ይዳለወሉ። ሓንቲ መንእሰይ ዘረባን ምኽርን ወለዳ ሰሚዓ ክትእረምን ክትልብምን ባህርያዊ መስርሕ ክንሱ፡ "10 ምስ ወለድኺ ከሳንዩኺ ዘይክእሉ ነገራት" ወይ ድማ "100 ንበዓል ቤትኪ ከተሐጉሲ ዘኽኣሉኺ ነጥብታት" ዝብል ዝርዝራት ይቕረበላ። ብቴክኖሎጂ ተሓጊዝካ ኪኢላታት ሰብ ሞያ ዘህቡካ ምኽሪ ምርካብ ነውሪ'ኳ እንተ ዘይብሉ፡ እዚ ንመንእሰያት ዕላማ ገይሩ ዝዳሎ መደባት ግን፡ እቶም ወሃብቲ ምኽሪ ከም መተካእታ (ኣብ ገሊኡ ድማ ኣንጻር) እቶም ባህርያውያን ኣማሕበርቲ ዝኾኑ ወለዲ፡ መዛኑን ቤት ትምህርትን ናብ ምኳን ዝቐነኑ እዮም። ከም ውጽኢቱ ድማ ገለ መንእሰያት ምስ ኣዕሩኽቶም እናሃለዉ ወይ ኣብ መገዲ ምስ ስድራኦም እናኸዱ ኣብ ኣእዛኖም ናይ ሙዚቃን ካልእ ነገራትን መስምዒ መሳርሒ ሰኹዖም ይረኣዩ። ካብ'ቲ ብኣካል ምስኦም ዘሎ ሰብ (ኣቦ ይኹን ዓርኪ) እቲ ስግር ማዕዶ ዘሎ ምንጪ እቲ ዝሰምዕዎ ዘለዉ ፍርያት "ኣነ እቐርበካ/እብጽሓካ" ስለ ዝበሎም።

3

## እንታይ ከም ዘድልያካ ንፈልጥ ኢና

እዚ ነጥቢ እዚ ዝያዳ ኣብ'ቶም ናይ ምውዕዋዕ መደባት እዩ ዝረአ። እቲ መወዓውዒ ንመንእሰያት ሓሸሽትን ንነገራዊ መዳይ ህይወት ዘምልኹን እዩ ዝገብሮም። "እዝን እትን ክትረክብ ወይ ክትከውን እንተ ደሊኻ ከም'ዚ ዝበለ ንብረት ወንን" ወይ ድማ "ፍርያት ትካል እከለ ዘይወነንካ እንተ ኾይንካ ይነብር ኣለኹ ኣይትበል" ዝብል ደፋር ኣቀራርባ ዘለዎ ትሕዝቶ እዩ ዝቃላሕ። "ሕጉስቲ ስድራ ክትህልወካ ... ጽቡቕ ናይ ምዝንጋዕ ግዜ ክተሕልፍ ... እዚ ፍራይት'ዚ እዩ እቲ መልሲ" ይብሉኻ። እቲ ፍርያት ካብ መጽረዪ ስኒ 'ብራሽ' ክሳብ መኪና ክኸውን ይኽእል። ሓደ ዓይነት መላጸዪ ጽሕሚ ወይ ጨና ወይ'ውን መኪና ትኹን ሽጉርቲ ኣድቂቓ እትመትር መሳርሒት፡ ናብራይን ህይወት ስድራይን ክትቅይር ከም ትኽእል እቶም ኣወዓዋዕቲ መን ነገሮም ኢሉ ዝሓትት ውሑድ እዩ። እዚ ናይ ምውዕዋዕ መደባት ሱር ሰዲዱ ኣፍረይቲ ትካላት ንተዓዛቢ (ህዝቢ) ከም ጤሳ ተማቒሎሞ፡ ሰባት ኣነ "ጉቺ" እየ ዝመርጽ፡ ኣነ ፍርያት "ኣፕል" እምሕለሉ



እየ ክብሉ ይሰምዑ።

ምውዕዋዕ ካብ'ዚ ኣማራጺታት ደረቱ ኣህላ'ኺ ፍርያት ሓደ ትካል ናይ ምግባር ጽልዋ ሓሊፉ፡ ቀዳምነትና ኣብ ዝቐርጸሉ ደረጃ'ውን በጺሑ እዩ። ስድራቤታት ካብ ፊስቶ-ማይን ቴሌቪዥንን፡ ንተሌቪዥን ከም ቀዳምነት ርእዮም ፊልማ ክዕድግዋ ይረኣዩ። ናይ ፊስቶ ማይ ምግናን ከይመስል፡ ካብ'ታ መግብን ኣፋውስን ካልእን እትዕቅብ ፍሪጅን ቴሌቪዥንን ንየናይ ነቕድም? ቅድሚ ምዕዳግና ኣብ ናብራና ኣየናይ'ዩ ዝያዳ ዘገድስ ኢልናዶ ንውስን? እዚ ብዓይኒ ፖንዘብን ንብረትን ክንሪኦ ኮለና እዩ።

ጽልዋ መራኽቢ ብዙሓን ንኣተሓሳስባና ማዕረ ክንደይ በጺሑዎ ከም ዘሎ ንምግማት እስከ ካልእ ሕቶታት ነልዕል። ምስ ኣዕሩኽትና ጥዑም ዕላል ንምዕላል ናይ ስራሕ ርክባት ንምግባር ወይ ድማ መቕርብ ንምብጻሕ ኣብ እንውስነሉ፡ እቲ ግዜ ኣየነይቲ መደበር ቲቪ ኣየናይ 'ሙሰልሰል' ከም ትፍኑ ዘኪርናዶ ንውስን፡ ወይ ድማ ኣየነይቲ ናይ ዓዲ እንግሊዝ ወይ ስጳኛ ጋንታ ጸዋታ ከም ዘለዋ ዘኪርና ዶ ንውስን? ነዚ ኸ ምሕደራ ግዜ ዶ ንብሎ? ናይ ምብጽጻሕን ቆጸራታትንሲ ደሓን፡ ዕዮ ገዛና ንምስራሕ ሰዓትና ብመደበራት ቴሌብዥንን ትሕዝቶ ፈነወታቶምን ይጽሎ ከይህሉ ነስተብህልዶ? ከምኡ እንተ ኾይኑ፡ እንታይ ከም ዘድልየና ንሕና ባዕልና ዘይኮነስ እቶም ብመሳኹቲ ቲቪ ቆጽራታት ምርኢት ዘወዓውዑ እዮም ዝውስንዎ ዘለዉ። ምስ መሓዙትና ምዕላል፡ መቕርብና ምብጻሕ ናብ ክለብ ሙዚቃ ወይ ስፖርት ምኻድ ድዩ ዘድልየና ወይስ እቲ "ንፈትዎ" መደብ ቲቪ ምዕዛብ?

እቲ ሕቶታት ብዙሕ እዩ፡ ኣብ ሓደ ነጥቢ ግን ክጠቓለል ይኽእል፡ ንነፍስና እንታይ ከም ዘድልየና፡ ካብ'ቶም እንደልዮም ከ ነዮኖት ነቕድም ኣብ ምፍላጥ።

4

## ግደና ጥራይ ኩን

መደበራት ቴሌቪዥን ሰሙናዊ፡ መዓልታውን ናይ ትቕጽል ሰዓትን መደባቶም ከላልዩና ከለዉ "ናብ ካልእ መደበር ቲቪ ኣይትኺዱ" ጥራይ ኣይኮኑን ዝብሉና፡ "ናብ ካልእ ዋኒንኩም ኣይትኺዱ። ግደና ጥራይ ኩኑ" እውን'ዮም ዝብሉና። ንነዊሕ ሰዓታት መዘናግዒ መደባት ምዕዛብ ካብ ሓቀኛ ህይወት ገሊሉ ኣብ'ቲ ናይ ዋዛ ዓለም ጥራይ ከም ትነብር'ዩ ዝገብር። ደረቱ ዝሓለፈ ኢጋንኖ፡ ካብ ሰብኣዊ ማሕበራዊ ባህርይ ዝረሓቐ ናብ ውልቃውነትን ኣምልኾት ነገራዊ ዓለምን ዘድሃበ ኣቀራርባ፡ ካብ ስድራቤትካ ሕብረተሰብካን ሃገርካን ዝፈሊ ኣታላሊ መልእኽታት ... ተደማሚሩ፡ ነቲ ብገርሁ ዘዝተባህሎ ወይ ዘዝረኣዮ ዝኣምን መንእሰይ፡ ካብ ባይታዊ ሓቅን ክዉንነትን ኣርሒቑ ልሙስ ኣተሓሳስባ ከም ዘማዕብል ይገብሮ። ነቲ ኣብ ፊልምታትን ካልእ መዘናግዒ መደባትን ዝዕዘቦ ህይወት ፈንጠዝያ ኣብ ግብሪ ክረኽቦ ስለ ዘይክእል፡ ካብ ሓቂ ሃዲሙ ግደ እቲ ናይ ምዝንጋዕ ዓለም ጥራይ ኮይኑ ይተርፍ። ብሓሳብ ዝለመሰ ሰብ ድማ ኣብ ስራሕ ብግብሪ ክነጥፍ ስለዘይክእል፡ እቲ ልሙስነት ኣካላዊ ናብ ምኳን ይምዕብል።

ሓይሊ መራኽቢ ብዙሓን ኣቃሊልካ ዝርአ ከም ዘይኮነ ብተደጋጋሚ ዝዝረበሉ ኣርእስቲ እዩ። ካብ ጽልውኡ ርዒድካ ብትሕዝትኡ ቀርሒንካ ሰኪሕካ ክተወግዶ እትኽእል ነገር ግን ኣይኮነን። ዘድልዮ ፈሊጡ ውሕሉል ኣጠቓቕማ ንዝኽተልሲ፡ ምዕባሌ ቴክኖሎጅን ዝርገሐ መራኽቢ ብዙሓንን ቀዳሞት ወለዶታት ደቂ ኣዳም ዘይረኸብዎ ዓቢ ጸጋ እዩ። ተረባሕቲ ናይ'ዚ ጸጋ'ዚ ንምኳን ግን ልዑል ጥንቃቐ ይሓትት። ብፍላይ እቶም ተመክሮ ህይወት ዝውሕደና መንእሰያት፡ መራኽቢ ብዙሓን ኣብ ብዙሓት ዛዕባታት ኣተሓሳስባ ከም ዝቐርጽን ነቲ ባዕሉ ዝፈጠሮ ስእሊ ወይ ርድኢት መመሊሱ ብምድግጋም ውሁብ ሓቂ ከም ዘምስሎን ከነስተብህል ኣገዳሲ እዩ። ሓይሊ መራኽቢ ብዙሓን ንዘየለ ፈጢሩ ብምርኣይ ከም ንኣምኖ ይገብር ጥራይ ዘይኮነስ፡ ንእንሪኦን ንነብሮን ዘለና'ውን ከም ንጠራጠሩሉን ከም ዘይንኣምኖን ዝገብር ብምኳኑ፡ ምርኣይ'ውን ምእማን ኣብ ዘይኮነሉ ኩነት ምህላውና ምስትውዓል የድልየና። ስለዚ ኣብ ግዜና "ምእማን" ንዘዝረኣኻዮን ዘዝሰማዕካዮን ክኸውን የብሉን። ኣብ'ዚ ምዕቡል ዘመን ምእማን ማለት ምፍላጥ ማለት እዩ። ነቲ በብኹርንዑ ዝገጥመካ ዕልቕልቕ ሓበሬታ መን ስለምንታይ ይዝርግሖ ከም ዘሎ ድሕሪ ምፍልጥ፡ ብምስትውዓል፡ ምትንታንን ኣዛዊርካ ድሕሪ ምሕሳብን ዝመጽእ ክኸውን ኣለዎ።



# ኣበርክቶን ብድሆታትን
# ላዕለዋይ ትካላት ትምህርቲ ኣብ ኣፍሪቃ

ኣበርክቶን ብድሆታትን ላዕለዋይ ትካላት ትምህርቲ ኣብ ኣፍሪቃ፡ ምስ ኣብ'ዛ ኣህጉር ክኽሰቱ ዝጸንሑ መሰረታዊ ለውጥታት ተኣሳሲሩ ዝግለጽ እዩ። ካብ መፋርቕ1970ታት ጀሚሩ ክግዘድ ዝጸንሐ ኣገዳስነት ፍልጠትን ሓበሬታን ከም ምንጪ ሃብትን ሓይልን፡ ምስፍሕፋሕ ዓውሎማ ብመገዲ ጽዑቕ ንግዳዊ ልውውጥን ምስግጋር ፍልጠትን፡ ናጽነት ምንቅስቓስ ልዑል ክእለት ዘውንን ዓቕሚ ሰብ፡ ምስፍሕፋሕ ቴክኖሎጂ ሓበሬታ፡ ወዘተ ኣብ እቶታውነት፡ ምሕደራን ኣገልግሎታትን ልዑል ጽልዋ ክገብሩ ጸኒሖም ኣለዉ። ብሰንኪ እዞም ምዕባሌታት እዚኣቶም ድማ፡ ጠለባት ንሓደሽ ፍልጠትን ኣገባብ ኣዘራግሕኡን ከምኡ'ውን ሽርክነትን ምትእስሳራትን ኣገዳስነቶም ልዕሊ ካልእ እዋን ዕዙዝ እናኾነ መጺኡ። ከም ውጽኢት ናይ'ዚ፡ ኣብ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ መሰረታዊ ለውጢ ክመጽእ ግድነት ኮይኑ።

እዞም ለውጥታት እዚኣቶም ምስ ውህብ ቁጠባዊን ማሕበራውን ኩነታት ኣፍሪቃ ጽልዋኦምን ስምብራቶምን ቀሊል ኣይነበረን። መጀመርታ 1970ታት ኣፍሪቃ ቁጠባዊ ድስካለ ኪጋጥማ ዝጀመረሉ እዋንዩ ኔሩ። ብሰንኪ ዘይተወዳደርነት ፍርያት ኣቑሑት ኣፍሪቃ ኣብ ዓለማዊ ንግዲ ቡቲ ሓደ ወገን፡ ኣንጻር ሰደድ ፍርያት ሃገራት ኣፍሪቃ ዝቐንዐ ንግዳዊ ፖሊሲ ምዕቡላት ሃገራት ድማ ቡቲ ካልእ ወገን፡ ቁጠባ ሃገራት ኣፍሪቃን መነባብሮ ህዝበንን ናብ ውድቀት ከምርሕ ተገዲዱ እዩ። ነዚ ኩነታት'ዚ ዘይቅርዕው ምምሕዳር፡ ኲናት ሓድሕድ፡ ኲናት ኣብ ሞንጎ ጎረባብቲ ሃገራት፡ ድሒሩ ድማ ምስፍሕፋሕ ለበዳ ኤች.ኣይ.ቪ. ኣቐሲመን ንዘመዝገቦኦ ተዛማዲ ምዕባለ ክኽሰርኦ ኣገዲደወን እዩ። እዞም ብቐንዱ ሓደጊ መግዛእቲ ዝኾኑ ሽግራት፡ ኣፍሪቃ ዓውለማ ካብ ዝፈጠሮ ዕድላት ከይትረብሕ ጥራይ ዘይኮነ ግዳይ ኣሉታዊ ሳዕቤናት ዓውለማ ንኽትከውን ርሒብ ባይታ ፈጢሩ። እዚ ተርእዮ'ዚ፡ መንግስታት ሃገራት ኣፍሪቃ ንማሕበራዊ ኣገልግሎታት ዝገብርዎ ደገፍን ሓገዝን ብዝለዓለ መልክዕ ንኸይቅጽልዎ ጸቕጢ ፈጢሩ እዩ። ብፍላይ ከኣ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን ካልኦት ትካላት ማሕበራዊ ኣገልግሎታትን ኣገዳስነት ፍልጠት ዕዙዝ እናኾነ ኣብ ዝመጸሉ እዋን ኣብ መውዳእታ

መበል 20 ክ/ዘመን ርኡይ ናይ ምንቁልቋል ሓደጋ ኪጋጥሞ ደሪኹ እዩ። ውሽጣዊን ደጋውን ረቛሒታት ዝመዝበገሲኡ ምትእትታዎት፡ ምስ ምውሳኽ ናብ ላዕለዋይ ትካላት ትምህርቲ ዝኣትው ብዝሒ ተመሃሮ ተደማሚሩ፡ ናጽነት ላዕለዋይ ትካል ትምህርቲ ተጋሂሱ ጥራይ ዘይኮነ፡ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ተልእኾኦ ብብቕዓት ንኸይፍጽም ልዑል ዕንቅፋት ፈጢሩ።

ሰፊሕ ተሳታፍነት ኣብ ላዕለዋይ ትካላት ትምህርቲ ኣብ ኣፍሪቃ ድሕሪ መግዛእቲ ዝመጸ ተርእዮ እዩ። ንሰሜንን ደቡብ ኣፍሪቃን ምስ ፍሉይ ታሪኻዊ ኩነታቱ ንጎድኒ ገዲፍና፡ ቅድሚ



1960 ካብ 38 ሃገራት ኣፍሪቃ እተን 18 ጥራይ እየን ዩኒቨርሲቲ ወይ ድማ ኮሌጃት ነይረንአን። ምስ ምምጻእ ፖለቲካዊ ናጽነትን ድሕሪኡን ግና፡ ብዙሓት ሃገራት ኣፍሪቃ ምኽፋት ሃገራዊ ዩኒቨርሲቲ ወይ ላዕለዋይ ትካል ትምህርቲ ኣካል ሃገራዊ ናይ ልምዓት ፕሮጀክት ገይረን ክወስድኦ ጀሚረን። ምኽፋት ሓደስቲ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ እምበኣር፡ ዓቕሚ እተን ካብ መግዛእቲ ናጻ ዝኾና ሓደስቲ ሃገራት ኣብ ምዕባይ፡ ጸጋታተን ብግቡእ ኣብ ምምዝማዝን ምምሕዳርን፡ ካብ ድኽነት ኣብ ምልቓቕ ምስ ሃብታማት ሃገራት ዘሎ ጋግ ምዕባለ ኣብ ምጽባብ ዓቢ ኣበርክቶ ክገብር ልዑል ትጽቢት ተገይርሉ። በዚ መንጽር ክርእ እንከሎ ድማ ምኽፋት ሓደስቲ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ከም ካልኦት ቁጠባዊን ማሕበራዊን ትካላት፡ ኣካል ምህናጽ ሃገር ምዃኑ ተኣሚኑሉ ተሰሪሕሉ እዩ።

ላዕለዋይ ትካል ትምህርቲ ኣብ ኣፍሪቃ፡ መማዕበሊ ያታዊ ፍልጠት፡ ብውሽጣዊ ዓቕሚ ክኢላታት ምፍራይ፡ ኣብ ህዝባዊ ኣገልግሎታት ዝሰርሑ ካድረታት ምፍራይ፡ ንኢንዱስትሪያዊ ዕዮ ዝውዕል ሞያ ምፍራይ ብሓፈሻኡ ንሃገራዊ ልዑላውነት ትርጉምን ክብርን ዝህብ ብምዃኑ፡ ብዘየወላውል መገዲ ንሃገራዊ ዕላማ ዝቖመ ሃገራዊ ትካል ክኸውን ልዑል ትጽቢት ህዝብታትን መንግስታትን ኣፍሪቃ'ዩ ነይሩ። ስለዝኾነ ኸኣ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ንምቛም ዝሕተት ወጻኢታት ማለት ንህንጻታት፡ መሳርሒታት፡ ላባራቶሪ፡ ኣብያተ መጽሓፍቲ፡ መምህራን፡ ወዘተ ካብ ህዝባዊ ካዝና ብመንግስቲ ክሸፈን ግድነታዊ ነይሩ። ክሳብ 1980 ተማሃሮ ንክፍሊት መምሃሪ ዘውጽእዎ ኣይነበረን ጥራይ ዘይኮነ፡ ተወሳኺ መተባብዒ ገንዘብ ካብ መንግስቲ ይወሃቦም ምንባሩ፡ ህንጡይነት መንግስቲ ካብ'ዘን ትካላት ልዑል ምንባሩ ዘርኢ ነበረ። ከም ውጽኢት ናይ'ዚ ድማ፡ ከም'ቲ ዝድለ ድኣ ኣይኹን እምበር፡ ፍረ ናይዘን ሃገራውያን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ዝኾኑ ምሩቓት ንትሕተ ቅርጺ ስነ-ፍልጠትን ቴክኖሎጂን ከካይዱን ከማሓድሩን ኣብ ንጥፈታት ምርምርን ምዕባለን ክሳተፉን ክኢሎም እዮም። ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ፍልሰት ኣእምሮ ኣፍሪቃውያን ናብ ሃገራት ምዕራብ እንተዘይክሰት ነይሩ፡ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ኣፍሪቃ ኑብሰን ክኢለን ክኾዳ ኩቶ ዘጸግመን ነገር ኣይምሃለወን።

ኣብ መጀመርያ ዓመታት ናጽነት ተልእኾ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ርዱእ'ኳ እንተነበረ፡ ዝኽተልኦ ዝነበራ መግዛእታዊ ከሪክለምን ኣገባብ ኣመሃህራን ግን ብፖለቲካውያን መራሕቲ እዘን ሃገራት ተቐባልነት ክረክብ ኣይክኣለን። በዚ መሰረት ድማ፡ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ንኣፍሪቃዊ ክውንነት ዘንጸባርቕ፡ ብኣፍሪቃውያን ዝካየድ፡ ኣፍሪቃዊ መንነት ዘለዎ ክኾውን ዝድርኽ ሓያለ ዋዕላታት ተኻይዱ። ኑቲ ዝነበረ መብጸዓታት ንምጭባጥ ኣድላዪ ዘበለ ጻዕርታት ኣብ ዝግበረሉ ዝነበረ እዋን እምበኣር፡ ንኩነታት ላዕለዋይ ትምህርቲ ዝጸሉ ዓለማዊን ኣህጉራዊን ምቅይያራት ተኸሲቱ።

ምስፍሕፋሕ ዓወለማ፡ ትሑት ተወዳደርነት ፍርያት ኣብ ፍሪቃ ኣብ ዕዳጋታት ዓለም፡ ኣንጻር ሰደድ ባህርያዊ ጥረ-ነገራት ዝቐንዐ ፖሊሲ ንግዲ

ምዕቡላት ሃገራትን ብኣህጉራዊ ማዕከን ገንዘብን ዓለማዊ ባንኪን ዝተሃንደሰ ፕሮግራም ቅርጻዊ ቁጠባዊ ጸገናታት፡ ንፊናንሲያውን ቁጠባዊን ጺጋታት መንግስታት ኣፍሪቃ ብምድኻምን ተራ መንግስቲ ኣብ ቁጠባዊን ማሕበራዊን ንጥፈታት ብምድራትን፡ መንግስቲ ንትምህርቲ፡ ጥዕናን ካልእ ማሕበራዊ ኣገልግሎትን ዝጉበሮ ድጎማን ደገፍን ብልዑል መጠን ከም ዝጎድል ገይሩ። ዩኒቨርሲታትን ኮሌጃትን ድማ ከም ኩሉ ትካላት ማሕበራዊ ኣገልግሎት፡ ወጻኢታተን ከቖርጥዋን ካብ መንግስቲ ዝረኽብኦ ባጀት ከም ዝጎድለን ኮይኑ። እዚ ምስ ምውሳኽ ናብ ዩኒቨርሲታትን ኮሌጃትን ዝኣትው ብዝሒ ተማሃሮን እናወሰኸ ዝኸይድ ዝነበረ ጠለባትን፡ እዘን ትካላት ዝህባኦ ትምህርቲ ብዓይነቱ ከንቆልቁል መሰረታዊ ጠንቂ ነይሩ።

### ቀንዲ ብደሆታት ላዕለዋይ ትምህርቲ ኣብ ኣፍሪቃ

### ዕድል ተሳታፍነትን ማሕበራዊ ምዕሩይነትን

ካብ 1960ታት መብዛሕትአን ሃገራት ኣፍሪቃ ፖለቲካዊ ናጽነት ኣብ ዝጨበጣሉ እዋን ጀሚሩ፡ ቅልጡፍ ምስፍሕፋሕን ምውሳኽን ብዝሒ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ተራእዩ። ኣብ 1960 ከባቢ 52 ዝነበራ ዩኒቨርሲታትን ኮሌጃትን ኣብ 1980 ናብ 143 ክድይባ ኸለዋ ኣብ 2000 ድማ ናብ 316 ወሲኸን። መብዛሕትኡ እዚ ወሰኽዚ ኣብ ብመንግስቲ ዝውንን ዩኒቨርሲታትን ኮሌጃትን ዝተራእየ ክኸውን ከሎ፡ ናይ ብሕቲ ዩኒቨርሲታትን ኮሌጃትን ብቁጽሪ ውሑዳት እየን ነይረን። ኣብ 1960 ቁጽሪ ብበሕቲ ዝውንና ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ከባቢ 7 ዝነበረ ክሳብ 1980 ካብ 20 ዘይበዝሕ ቁጽሪ ነይርወን፡ ኣብ 1990 ናብ 27 ክድይባ ኸለዋ ኣብ ውሽጢ 12 ዓመት ማለት ክሳብ 2002 ናብ 84 በጺሐን። ቁጽሪ ናብዘን ትካላት ዝሓልፉ ተማሃሮውን ብእገዚዩ ብዙሕ መጠንዩ ክውሰኽ ተራእዩ። ኣብ 1975 ቁጽሪ ተማሃሮ ኮሌጃትን ዩኒቨርሲታትን ኣስታት 181,000 ዝነበረ፡ ኣብ 1980 ናብ 600,000 ክድይብ ከሎ ክሳብ 1995 ዘሎ ዓመታት ድማ ናብ 1,750,000 ዓሪጉ።

ንምውሳኽ ብዝሒ ተማሃሮ ኣብ ላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቲ ኣብ ኣፍሪቃ ጠንቂ ዝኾኑ ሰለስተ ረቛሒታት ምጥቃስ ይከኣል።

እቲ ቀዳማይ ታሪኻዊ ረቛሒ እዩ። ኣብ እዋን መግዛእቲ ተሳታፍነት ኣፍሪቃውያን ኣብ ላዕለዋይ ትምህርቲ ኣዝዩ ድሩት ብምንባሩ ድሕሪ ናጽነት ጠለብ ንላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቲ ብቕልጡፍ ንኽዓቢ ደሪኹ። ብዘይካዚ፡ ኣድላይቲ ዝብሃሉ ሞያታት፡ እናሰፍሐ ዝኸይድ ዝነበረ ህዝባዊ ኣገልግሎታትን ንጥፈታት ቢዝነስን ብኣፍሪቃውያን ምሩቓት ላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቲ ንምምልኦም ዝነበረ ልዑል ድሌትውን ኣካል ናይዚ ታሪኻዊ ረቛሒ እዩ።

እቲ ካልኣይ ረቛሒ ልዑል መጠን ምውሳኽ ብዝሒ ህዝቢን ንሱ ዘስዓቦ ብዝሒ መንእሰያትን እዩ። ብዝሒ ኣብ ትምህርቲ ዝሳተፉ ተማሃሮ ናብ ካልኣይ ደረጃ ንምእታው ጸቕጢ ፈጢሩ።

እዚ ድማ ናብቲ ሳልሳይ ረቛሒ ማለት፡ ምስፍሕፋሕ ናይ መባእታን ካልኣይን ደረጃ ትምህርቲ ከም ውጽኢቱ ድማ ቀጻልነት ዘለዎ ምውሳኽ ምሩቓት ካልኣይ ደረጃ ትምህርቲ ኣኺቲሉ። ንኣብነት ኣብ 1980፡ ኡጋንዳ 37,000 ተማሃሮ ዘምህሩ፡ 510 ብመንግስቲ ዝካየዳ ናይ 2ይ ደረጃ ኣብያተ-ትምህርቲ ነይረን። ኣብ 1996፡ እዚ ኣሃዝ እዚ ናብ 621 ክዕቢ ከሎ ብዝሒ ተማሃሮ ድማ ናብ 256,000 ደይቡ። ኣብ ታንዛንያ ካብ 1990-1998 ጥራይ ናብ 2ይ ደረጃ ትምህርቲ ዝሓልፉ ቁጽሪ ተማሃሮ ብ 60% ወሲኹ። ብመንጽር ናይዚ ድማ፡ ናብ ዩኒቨርሲቲን ኮሌጃትን መሕለፊ ነጥቢ ዘምጽኡ ተማሃሮ ክውሰኽ ግድነት ኮይኑ። ኣብ ኡጋንዳ ኣብ 1994 ኣብ ዩኒቨርሲቲ ክመሃሩ ዘመልከቱ ቁጽሪ ተማሃሮ 7,472 ዝነበረ፡ ኣብ 2000 ናብ 24,000 ደይቡ። ካብዚኦም እቶም ሓደ-ሰሶ ጥራይ እዮም ናይ ተቐባልነት ዕድል ነይርዎም።

መጠን ናብ ላዕለዋይ ትምህርቲ ዝሓልፉ ተማሃሮ ኣብ ጋና 33% ክበጽሕ እንከሎ ኣብ ናይጀርያ ድማ 12% ይበጽሕ። እዞም ረቛሒታት እዚኣቶም፡ ኣብ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ጸቕጢ ብምፍጣር፡ ኣብዘን ትካላት ዝምሃሩ ቁጽሪ ተማሃሮ ክውሰኽ ኣገዲዱ። ምስፍሕፋሕ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን ብዝሒ ናብዘን ትካላት ዝሓልፉ ተማሃሮን፡ ኣፍሪቃ ኣብ ቁጠባዊን ፖለቲካዊን ቅልውላው ኣብ ዝነበረትሉ ኣብ 1980ታት ጥራይ ዘይኮነ፡ ሽቕለት ኣልቦነት ዓሪጉሉ ኣብ ዝነበረሉ'ውን ከይተረፈ ክጎድል ዘይምኽኣሉ ግንዘበ ዝሓትት ጉዳይ'ዩ። ዲግሪ ወይ ዲፕሎማ ካብ ላዕለዋይ ትምህርቲ ቀንዲን ውሑሱን መእተዊ ናብ ዘመናዊ ስራሕ ኮይኑ ዘገልገለሉ ግዜ ውሑድ ኣይኮነን። ድሩት ናይ ስራሕ ዕድላት ኣብ ዘለወሉ ቁጠባ ዝግበር ውድድር፡ ኣስራሕቲ ዲግሪ ወይ ዲፕሎማ ካብ ላዕለዋይ ትምህርቲ ንዘለዎ ሰብ ክመርጹ ምርኣይ ልሙድ ተርእዮ እዩ። ኣብ ገሊኡ እዋን፡ ብምሩቕ 2ይ ደረጃ ትምህርቲ ክስራሕ ዝኽእል ስራሕ፡ ናይ ዩኒቨርሲቲ ዲግሪ ወይ ዲፕሎማ ዘለዎ ሰብ ክሰርሕ ምርኣይ ኣብ ኣፍሪቃ ልሙድ እዩ። እንተኾነ ተርእዮ ሽቕለት ኣልቦነት ምሩቓት ንጠለባት ላዕለዋይ ትምህርቲ ክጉድሎ ዝብል ትጽቢት የለን።

### ምጣኔ ተሳታፍነት

ብዝሒ ናብ ላዕለዋ ደረጃ ትምህርቲ ዝሓልፉ ኣፍሪቃውያን በቢዓመቱ ክውሰኽ እንተጸንሐ፡ እዚ መጠንዚ ምስ ካልኦት ከባቢታት ክንጻጸር ከሎ ግና፡ ውሑድ ምዃኑ'ዩም ዝተፈላለዩ ጸብጻባት ዝገልጹ። ሓፈሻዊ ናይ ምሕላፍ ምጣነ ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ካብ 5.2% ኣብ 1980 ናብ 9.6% ኣብ 1996 ክውሰኽ ከሎ፡ ኣብ ትሕተ-ሰሃራ ኣፍሪቃ ግና እቲ መጠን ካብ 1.6% ናብ 3.6% ጥራይ'ዩ ክውሰኽ ክኢሉ። እዚ ገምጋማዊ ናይ ምሕላፍ ምጣኔ ኣብ ኣፍሪቃ ምስ ካልእ ከባቢታት ብምንጽጻር፡ ትሑት ተሳታፍነት ከም ዘሎ የርኢ። መጠን ተሳታፍነት ካብዚ ዘለዎ ንኽይዓቢ ሓጊቖም ሒዞም ዘለዉ ረቛሒታት፡ ትሑት ቁጠባዊ ዓቕሚን ድሩት ናይ ስራሕ ዕድላትን ከምኡ'ውን፡ ማሕበራዊ ዘይምዕሩይነት ኣብ ተሳታፍነት ትምህርቲ ክጥቀስ ይከኣል።

ድሕሪ ናጽነት ሃገራት ኣፍሪቃ፡ እቶም ናብ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ዝሓልፉ ብቑጽሪ ውሑዳትውን እንተነበሩ፡ ካብ ዝተፈላለዩ ማሕበራዊ ደርብታትን ካብ ኩሉ ኩርንዓት ሃገርን ዝመጹ እዮም ነይሮም። ናብ 2ይ ደረጃ ኣብያተ ትምህርትን፡ ዩኒቨርሲታትን ኮሌጃትን ዝኣትዉ ተማሃሮ ካብ ሰፈሕ ከባቢታት ይመጹ ብምንባሮም፡ ውክልና ናይ ኩሉ ቀጻሊታት ሕብረተሰብ ዘርኣዩ ኩነታትዩ ነይሩ ክበሃል ይከኣል።

ኣብዚ ቀረባ እዋናት ዝተኻየዱ መጽናዕትታት ከም ዘረጋግጽዎ ግና፡ ምዕሩይ ዕድላት ትምህርቲ ኣብ ኩሉ ደረጃታት ዝብል ፖሊሲ መንግስታት ኣብ ቦታኡ እናሃለወ፡ ምንጪ ናብ ዩኒቨርሲቲን ኮሌጃትን ዝሓልፉ ተማሃሮ ግና ድሩትን እናጸበበን ይኸይድ ከም ዘሎ'ዩ ዝገልጽ። ንኣብነት ኣብ ኩነታት ጋና፡ ሞዛምቢክን ኡጋንዳን ዝተኻየደ መጽናዕትታት ነዚ ዘራጉድ ኮይኑ ተረኺቡ ኣሎ። ኣብ ጋና ኣብ'ተን ብቐዳምነት ዝጥቀሳ መንግስታዊ ዩኒቨርሲታትን ኮሌጃትን ዝተረኸበ ሓበሬታ ከም ዘረጽኦ፡ ኣብ ዓመተ ትምህርቲ 1999/2000፡ 2 ካብ 3 ናብ ዩኒቨርሲቲ ጋና ከምኡ'ውን 3 ካብ 4 ናብ ኩዋመ ንክሩማ ዩኒቨርሲቲ ሳይንስን ቴክኖሎጂን ዝኣትዉ ተማሃሮ፡ ካብ'ተን ኣብ መላእ እታ ሃገር ተዘርጊሐን ዘለዋ ልዕሊ 500 ናይ 2ይ ደረጃ ኣብያተ-ትምህርቲ ካብ'ተን 50 ኣብያተ-ትምህርቲ 2ይ ደረጃ ጥራይ ዝመጹ ምኳኖምን፡ ልዕሊ ክልተ-ሰሶ ተሳተፍቲ ማትሪክ ድማ ካብ 10 ኣብ'ታ ሃገር ዘለዋ ዞባታት ካብ'ተን ሰለስተ ዞባታት ዝመጹ ምኳኖም እቲ መጽናዕቲ የብርህ።

እዚ ማለት 4 ሚእታዊ ካብ ጠቕላላ ቁጽሪ ናይ 2ይ ደረጃ ኣብያተ ትምህርቲ ዝውክላ ኣብያተ-ትምህርቲ፡ ኣስታት 86 ሚእታዊ ካብ ተማሃሮአን ናብ'ዘን ዝተጠቕሳ ዩኒቨርሲታት ክሕልፋ ምኽኣለን፡ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ኣዝዩ ውሱን ክፋል ሕብረተሰብ ዝሳተፎን ዝረብሓሉን እናኾነ ይመጽእ ከምዘሎ ትንታነ እቲ መጽናዕቲ የረጋግጽ። ሓደ ኣብ'ቲ መጽናዕቲ ቃለ-መሕትት

ዝገበረ ሰብ ድማ ኑቲ ተርእዮ ኣመልኪቱ ከምዚ ይብል፡

"…በዚ ዘሎ ትምህርታዊ ኣካይዳ፡ ኣብ ዝመጸእ ግዜ ልዕሊ 70% ካብ ዶክተራት፡ ናይ ስነ-ፍልጠት ተመራመርትና፡ መሃንዲሳትና፡ ፋርማሲስቲታትና፡ ኣርክተክትታትና፡ ኣመሓደርትና፡ ሞያተኛታትና፡ ካብ 10% ዘይኣኽለ ኣብያተ-ትምህርቲ 2ይ ደረጃ ዝመጹ ክኾኑዮም ይብል።"

ናብ ዩኒቨርሲታትን ኮሌጃትን ዝኣትው ተማሃሮ ካበይ ዝመጹ እዮም? ድሕረ ባይታኦም እንታይ ይመስል? ማሕበረ-ቁጠባዊ ድሕረ-ባይታኦም ከመይ ይመስል? ዝብል'ውን፡ ከም መምዘኒ ረቋሒታት ተወሲዱ ኣብ'ቲ መጽናዕቲ ሰፊሩ ኣሎ። ንደረጃ ትምህርቲ ወለዲ ኣመልኪቱ ኣብ ሞዛምቢክ ኣብ ዝተኻየደ መጽናዕቲ፡ ልዕሊ 70% ናይቶም ናብ ዩኒቨርሲቲ ዝኣትው ተማሃሮ፡ ኣቦታቶም ናይ 2ይ ደረጃን ልዕሊኡን ትምህርቲ ዝዘዘሙ ምኳኖም ከምኡ'ውን ኣስታት 50% ካብኣቶም ኣዴታቶም ናይ 2ይ ደረጃን ልዕሊኡን ትምህርቲ ዘለወን ምኳኑ ከረጋገጽ ክኢሉ። እዚ ውጽኢትዚ፡ ደረጃ ትምህርቲ ወለድን ናይ ተማሃራይ ናብ ላዕለዎኣይ ደረጃ ናይ ምሕላፍ ዕድልን ቀጥታዊ ዝምድና ከም ዘሎ ደጊሙ ዘጸር እዩ። ብዘይካዚ ኣብ'ቲ ዳህሳሳዊ መጽናዕቲ ዝተረጋገጸ እቶም ካብ ልዑል ክብርን ሃብትን ዘለዎም ስድራቤታት ዝመጹ ተማሃሮ፡ መብዛሕትኦም ኣብ ስነ-ሕጊ፡ ስነ መድሃኒት ወዘተ ዝኣመሰላ ኮሌጃት ከም ዝኣትው ይሕብር።

እዚ ሓበሬታዚ፡ ኣብ'ቶም ዝተሃመሹ ጉጅለታትን ከባቢታትን ኣገዳሲ ሕቶ ምዕሩዩነት ናይ ዕድላት ዘለዓዕል እዩ። ላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቲ ኣብ ኣፍሪቃ ንወሰናት ጉጅለታት ናብ ዝለዓለ ብራኸ ዘደይብ መሳርሒ ኣብ ርእሲ ምኳኑ፡ ቁጠባዊን ማሕበራዊን መንነት ናይ'ቶም ኣብ ከተማታት ዝሰፍሩ ጉጅለታት ዘርኢ'ውን እዩ ይብል እቲ ትንታነ። እቲ ዝሓሸ ቁጠባዊ መንባብሮን፡ ደረጃ ማሕበራዊ ክብርን ዘለዎ ኣብ ከተማታት ክቕመጥ ካብ ክኣለ፡ እተን ዝበለጸ ኣብያተ-ትምህርቲ መጨታን ካልኣይ ደረጃን ድማ ኣብ'ዘን ከተማታት ይርከባ። ከም ውጽኢቱ ድማ፡ እቲ ዝበዝሐ ናብ ላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቲ ዝሓልፍ ምንጪ፡ ካብ'ዘን ኣብ ከተማታት ዝተደኮና ኣብያተ-ትምህርቲ ይኸውን ማለትዩ።

ዕድል ተሳታፍነት ኣብ ትምህርቲ፡ ኑቲ መብዛሕትአን ሃገራት ኣፍሪቃ ዘሎ ኩነታት ላዕለዋይ ትምህርቲ ንምግላጽ ሓጋዚ እዩ። ንጋና ከም ኣብነት እንተወሰድና፡ ኣብ'ተን ቀዳሞት 10 ዓመታት ድሕሪ ናጽነት፡ እተን ዝበለጸ ናይ መጨታን ካልኣይን ደረጃ ኣብያተ-ትምህርቲ ብመንግስትን ብሚስዮናውያንን ዝውሩ ኣብ ርእሲ ምንባረን፡ ኣብ መላእ እታ ሃገር ድማ፡ ድሓን ዝኾነ ዝርግሐ ነይርወን። ካብ ክፍሊት ናጻ ብምንባረን ድማ፡ ንዝኾነ ካብ ዝተፈላለየ ከባቢታትን ቁጠባዊ ድሕረ-ባይታን ዝመጸ ሰብ ክፉት ዕድል ተሳታፍነት ፈጢረን ነይረን። ናይ ሚስዮናውያን ኣብያተ- ትምህርቲ ኣብ ዋንነት መንግስቲ ስለዝኣተወ፡ መንግስቲ ጽሬትን ብቕዓትን ትምህርቲ ንምሕያል ዝጉበሮ ዝነበረ ጻዕርታት እናነደለ ስለዝኸደን ከምኡ'ውን ምውሳኽ ብዝሒ ተማሃሮን ምኽፋት ብኽፍሊት



ዝምህራ ናይ ብሕቲ ኣብያተ- ትምህርቲ ኑቲ ኩነታት ከም ዝቀያየር ገይርዎ። ሎሚ ንናይ ብሕቲ ኣብያተ-ትምህርቲ እትኸፍሎ መጠን ገንዘብ፡ ንእትመርጾ 2ይ ደረጃ ቤት ትምህርቲ ዝወስን ኮይኑ ኣሎ። እቲ ምኽንያት፡-

***ናብ ዩኒቨርሲቲን ኮሌጅን ንምሕላፍ ዘሎ ልዑል ውድድር፡ ስድራቤታት ወጻኢት ደቆም ኣብ 2ይ ደረጃ ንምሕያል፡ ንተወሳኺ ትምህርቲ (ቱቶርያል) ተወሳኺ ወጻኢታት ክኸፍሉ ተገዲዶም ኣለዉ። ዋላውን ኣብ ርእሲ እቲ ካብ ክፍሊት ናጻ ዝኾነ ብህዝባውያን ኣብያተ ትምህርቲ ዝወሃብ ትምህርቲ፡ ወለዲ ናይ ደቆም ናብ ላዕለዋይ ደረጃ ናይ ምሕላፍ ተኽእሎ ንምዕባይ ልዑል ዝማጠኑ ተወሳኺ ክፍሊት ክኸፍሉ ናይ ግድን ኮይኑ ኣሎ። በዚ መንጽር ክርአ እንከሎ፡ ናብተን ልዑል ክፍሊት ዝሓታ ናይ መጨታን ካልኣይን ደረጃ ናይ ብሕቲ ኣብያተ ትምህርቲ ኮነ ተወሳኺ ወጻኢታት ብምግባር ዝረክብ ትምህርቲ (ቱቶርያል) ዝሳተፉ ካብ ሃብታማት ስድራቤት ዝመጹ ተማሃሮ ብምኳኖም፡ ናብ'ዘን ከምዚአን ዝኣመሰላ ፍሉያት ኣብያተ-ትምህርቲ ክኣትዉ ዕድል ዘለዎም ደቂ ሃብታማት ጥራይ ምኳኖም ክፈጽር ክኢሉ ኣሎ።***

ሓደ ንኹነታት ሞዛምቢክ ኣመልኪቱ መጽናዕቲ ዘካየደ ከምዚ ይብል፡-

"እቲ ዘሎ መርትዖታት ዝገልጾ ነገር እንተድኣ ሃልዩ፡ እዚ ዘሎ ሜላ ትምህርቲ ብሓፈሻ፡ ናይ ላዕለዎት ደረጃ ድማ ብፍላይ፡ ኑቲ ድሮ ሱር ሰዲዱ ዘሎ ማሕበራዊ ዘይምዕሩይነት ዘጋድድ እዩ። ዕድል ዝተሃመሹን ወጹዓትን ቆልዑ ንምቕያር ስጉምቲ እንተዘይተወሲዱ፡ ማሕበራዊ ማዕርነት ብትምህርቲ ክጭበጥ ኣብ ዘይክእለሉ ደረጃ ክንበጽሕ ኢና። ምትእኽኻብ ዕጹው ቁጠባውን ማሕበራውን ዕድላት ዝጨበጠ ኣብ ማፕቶ ዝተጨቓጨቐ ኤሊት ክንርኢ ኢና"

ልክዕ ከም ካልኦት ማሕበራዊ ኣገልግሎታት፡ ላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቲ ኣብ ኣፍሪቃ ካብ መንግስቲ ልዑል ድጎማ ዝግበረሉዩ። ኣብ ገለ ሃገራት፡ ባጀት ላዕለዋይ ትምህርቲ ምሉእ ብምሉእ ብመንግስቲ ክሸፈን እንከሎ፡ ኣብ ገሊአን ድማ ተማሃሮን መንግስትን ተኻፊሎም ይኸፍልዎ። መንግስቲ ኣብ ዝተፈላለዩ ጽላታት ድጎማ ዝጉብር፡ እቶም ትሑት ኣታዊታት ዘለዎም ድኻታት ክፋል ሕብረተሰብ ንምሕጋዝ እዩ። ድጎማ ማሕበራዊ ፍትሒ ንምንጋስን ጸጋታት ሃገር ብርትዓዊ መገዲ ንምብጻሕን ዘገልግል መሳርሒ'ዩ። እቲ ሓቂ እዚ እናኾነ ከሎ ግና፡ ኣብ ኣፍሪቃ ናብ ላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቲ ዝግበር ድጎማ ኣብ መውዳእታ ተጠቀምቱ ሃብታማት ክፋል ሕብረተሰብ ክኾኑ ምርኣይ ልሙድ'ዩ።

ምኽንያቱ ደቂ ሃብታማት ብዘለዎም ቁጠባዊ ጸጋታት ኣብ ዝበለጸ ቤት ትምህርቲ ናይ ምምሃር ተኽእሎኦም ልዑል ካብ ኮነ፡ ናብ ዩኒቨርሲታትን ኮሌጃትን ናይ ምሕላፍ ተኽእሎኦም ድማ ልዑል እዩ። ዝበዝሐ ባጀት ላዕለዋይ ትምህርቲ ብድጎማ ዝኸይድ ክሳብ ዝኾነ ኸኣ፡ ረብሓቲ ናይዚ ፖሊሲ ብተዛማዲ ልዑል እቶት ዘለዎም ዜጋታት ይኾኑ ማለት'ዩ።

እዚ ወጽኢት'ዚ ምስ'ቲ ኣብ ካልኦት ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ዝተጉበረ መጽናዕቲ ተመሳሳልነት ኣለዎ። ፓትሪኖስ ዝተባህለ ምሁር ኣብ ዝገበሮ መጽናዕቲ፡ ኣብ መብዛሕትአን ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት፡ እቶም 20% ዝቑጸሙ ልዑል ኣታዊ ዘለዎም፡ 30% መንግስታዊ ድጎማ ክቕበሉ ኸለዉ፡ ብተመሳሳሊ 20% ዝውክሉ ትሑት ኣታዊ ዘለዎም ድማ ካብ 5% ክሳብ 15% መንግስታዊ ድጎማ ይቕበሉ። እዚ ማለት ግና፡ መንግስታዊ ድጎማ ዕላማኡ ይስሕት ስለዘሎ፡ "ደው ይበል" ከስምዕ ኣይግባእን ይብል እቲ መጽናዕቲ። እንታይ ደኣ ዛጊት ኣብ ውጽኢት መርመራ ማትረክ ጥራይ ተመርኲሱ ዘሎ ኣገባብ መሕለፊ ናብ ላዕለዋይ ትምህርቲ ኣብ መላእ ሃገር ዘለው ዜጋታት ብዝረብሕሉ ኣገባብ ክኽለስ ከምዝለዎ ለበዋኡ የቕርብ።

## ጽሬትን ብቕዓትን ትሕዝቶ ትምህርቲ

ቀንዲ ኣበርክቶ ላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቲ ሕብረተሰብ ዘገልግሉ ብቑዕ ፍልጠት ምፍራይን ምምሕልላፍን፡ ውርጹጽን ሽግራት ኣብ ምፍታሕ ዝዘምበለ ኣተሓሳስባን ምህናጽ፡ ግሉጽን ዲሞክራሲያዊ ባህሊ ዘለዎ

ኩብርታትን ምንጋስ ወዘተ ንምጥቃስ ይክኣል። ዩኒቨርሲታትን ኮሌጃትን ከምዚ ዓይነት ባህርያት ዝተላበሱ ምሩቓት ክፍርያ እንተኾይነን ግና ዝህበኦ ትምህርቲ ብዓይነቱ ብቑዕ ክኸውን ኣለዎ። መማህራ ብቕዓት ክኸሉ ዝኽእሉ ብዙሓት ረጃሒታትኳ እንተለው፡ መብዛሕትኦን ዩኒቨርሲታትን ኮሌጃትን እዞም ዝስዕቡ ረጃሒታት ከም መዐቀኒ ብቕዓት ይጥቀማሉ፦

1. ብሉጻትን ተወፋይነትን ኣብ ምምህርናን ምርምርን ዝሳተፉ ዓቕሚ ሰብ

2. ብቕዓት ካሪክለምን ኣገባብ ኣመሃህራን

3. ብቕዓትን ዓይነትን መሳለጥያታት ትምህርቲ

ኣብ እዋን መግዛእትን ድሕሪኡ ኣብ ዝሓለፋ ውሑዳት ዓመታትን፡ ጉዳይ ብቕዓት ትምህርቲ ኣብ ላዕለዋይ ደረጃ ብዙሕ ዘዛርብ ኣይነበረን። ምኽንያቱ ሃገራት ኣፍሪቃ ምስተን ዝገዝኣአን ዝነበራ ሃገራት ብዝነበረን ዝምድና፡ እቲ ዝወሃብ ዝነበረ ትምህርቲውን፡ በዚ ጽልዋዚ ተሓጊዙ ኣብ ብቕዓቱ ብዙሕ ዘሰክፍ ኣይነበረን ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ገሊኡ እዋን ብሉጻት፡ ብኣህጉራዊ መለክዒታት ዝግለጹ መድረኽ ነይሩዩ። እዚ ዝኾነሉ ክልተ ቀንዲ ምኽንያት ክጥቀሱ ይክኣል። ቀዳማይ፡ ኣፍሪቃውያን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ምስተን ኣብ ዓበይቲ ከተማታት ኣውሮጳ ዝነበራ ተመሳሰልቲ ትካላት ዝነበረን ባህርን ደረጃን ዝምድናታት ብመለክዒታት ናይተን ዓበይቲ ትካላት ክጥቀማ ኣኽኢልወን እዩ። እቲ ካልኣይ ኸኣ፡ ኣብቲ እዋንቲ (ድሕሪ ናጽነት ኣፍሪቃ)ዝነበራ ዩኒቨርሲታትን ኮሌጃትን ብዓቕሚን ንኣሽቱ፡ ብብዝሒ ድማ ውሑዳት ብምንባረን፡ ብተዛማዲ ዓቢ ናይ መንግስቲ ሓገዝን ጸጋታትን ይረኽባ ብምንባረን ብቑዕ ትምህርቲ ክህባ ሓጊዝወን እዩ። ኣብቲ ቀዳማይ ምኽንያት ምስ እንርኢ፡ ኣብ ሞንጎ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ኣፍሪቃን፡ ዓበይቲ ሃገራት ኣውሮጳን ዝነበረ ዝምድና ዝተፈላለየ መልክዓት ዝሓዘ ነይሩ። እዚ ድማ ኣብ ምድላው ካሪክለም፡ ምርግጋጽ ብቕዓት ዝዳሎ መርመራታት፡ ኣብ ምምዕባል ዓቕሚ ሰብ፡ ዕድላት ማህደረ-ትምህርቲ ኣብ ምሃብ ኮነ ዝተፈላለዩ መሳለጥያታት ብሓገዝ ኣብ ምቕራብ ዘተኮረ ዝምድናታት ነይሩ። ንኣብነት፡ ብዓባይ ብሪጣንያ ዝግዘኣ ዝነበራ ሃገራት፡ ናይ ዓዲ እንግሊዝ ሜላ ትምህርቲ፡ ብፈረንሳ ዝግዘኣ ናይ ፈረንሳ ፖሊሲ፡ ብቤልጂዩም ዝግዘኣ ምስ ናይ ቤልጀዩም ዩኒቨርሲታት ዝምድናታት ብምምስራት ንሳተን ዝኽተልኦ ሞዴል ይጥቀማ ምንባረን ናይ ቀረባ ተዘክሮ ጥራይይ ዘይኮነ ስምብራቱ ክሳብ ሕጂ እዋንዚ ዝርአ ዘሎ እዩ።

ብዘይካዚ፡ ድሕሪ ናጽነት ኣብ ዝሓለፉ ቀዳሞት ዓመታት፡ ውሑድ ቁጽሪ ተማሃሮን፡ ልዑል ደገፍ መንግስትን ኣህጉራውያን ናይ ሓገዝ ትካላትን ብምንባሩ ዝያዳ ኣተኩሮ ኣብ ጽሬትን ዓይነትን ትሕዝቶ ትምህርቲ ዘተኮረ ነይሩ። ምኽንያቱ፡ ኣባላት ኣካዳሚያዊ ስታፍ ብደረጃ ደሞዝ ይኹን ተወሳኺ መተባብዒታት ኣብ ጽቡቕ ኩነታት ነይሮም፡ ንጹር ውጥን ምምዕባል ኣባላት ኣካዳሚያዊ ስታፍ ነይሩ ጥራይ ዘይኮነ ፍልጠትካ ናይ ምሕዳስ ዝተፈላለየ ዕድላት ነይሩ፡ ሓባራዊ ናይ ምስትምሃርን ምርምርን ስርሓት ይካየድ ነይሩ። እዘን ካልእን ንጽሬትን ዓይነትን እተን ትካላትን ዝህብኦ ትምህርትን ሓጊዚ ረጃሒታት ነይሩ። ካብ መወዳእታ 1970ታት ጀሚሩ ኣብ 1980ታትውን ዝቐጸለ ኩነታት ግና፡ ኣብ ጽሬትን ብቕዓትን ኣፍሪቃውያን ትካላት ላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቲ ኣሉታዊ ምቅይያራት ኣኸቲሉ። ኣብ ሓፈሻዊ ቁጠባዊ ኩነታት ኣፍሪቃ ዘጋጠመ ውድቀትን ንሱ ዘስዓቦ ምስሓብ ወይ ምጉዳል ናይ መንግስቲ ባጀትን ሓገዝን፡ ምጉዳል ካብ ኣህጉራውያን ትካላት ንላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቲ ዝወሃብ ዝነበረ ሓገዝ፡ ጸቕጥን ምትእትታውን ገዛእቲ ዝነበራ ሃገራትን ወዘተ፡ ናይ ጸጋታት ሕጽረትን ናይ ቁጠባ ጸቕጥን ብምፍጣር ዓይነት ዝወሃብ ትምህርቲ ንክዳኸም ምኽንያት ኮይኑ።

እዚ ተርእዮታትዚ መስርሕ ምምሃር፡ ምስትምሃርን ምርምርን ዓይነቱን ደረጃኡን እናንቆልቆለ ንክኸይድ ድሪኹ። ከም ውጽኢቱ፡ መማሃሪ ክፍልታት ልዕሊ ዓቕሙ ቁጽሪ ተማሃሮ ይሕዝ ጥራይ ዘይኮነ፡ ተማሃሮ ደው ኢሎም ንኽመሃሩ ኣገዲዱ። ጽቡት ኣቢያተ-ንባብ፡ እርጋን መወከሲን ሓገዙትን መጽሓፍቲ፡ ሕጽረት እዋናውያን ጆርናላት፡ ዋሕዲ ተወሳኺ ቱቶርያል ትምህርቲ፡ ዋሕዲ ወይ ኢንዱስትሪያዊ ፈተነታት ዘይምክያድ፡ እኹል ናይ ላባራቶርን ቤተ-ፈተነ ዘይምህላው፡ ኣብ ገለኡ ኩነታት ብዲግሪ ዝምረቑ ተማሃሮ ኮምፒዩተር ከይተንከፉ ወይ ድማ፡ ስሩፍልጠታዊ ናይ ላባራቶሪ ፈተነ ከይርኣዩ ዝምረቑ ምኻኖም ኣብ ብቕዓት ትምህርቲ ዘሎ ዘሻቕል ሃንፍ ዘርኢ እዩ። እዚ ኩነታትዚ ሓለፍቲ ዩኒቨርሲታትን ኮሌጃትን ካብቲ ቀንዲ ተልእኾኦም ወጺኦም፡ ኣብ ክንዲ ኣብ ምሕዳስን ምምሕያሽን ስርዓተ-ትምህርቲ፡ ኣገባብ ኣመሃህራን ምርምርን ዘትኩሩ፡ እዘን ትካላት ቀጻልነተን ብኸመይ የውሕሳ ከተኩሩ ተገዲዶም ኣለው። ካብዚ ብተወሳኺ ኣለይትን ኣመሓደርትን እዘን ትካላት፡ ካብ ንቡር ስርሖም ብምውጻእ፡ ምንጪ ኣታዊ ከናድዩ፡ ዘይስርሕ ስትራተጂያዊ ውጥንን ባጀትን ከዳለው፡ ወጻኢታት ዝነድለሉ ኣገባብ ክሓስቡ ግዜኦምን ጸዓቶምን ከባኽኑ ይርኣዩ። እዚ ዘይዕግበት ኣባላት ስታፍን ተማሃሮን ተደሚሩዎ፡ ብድህሮታት ላዕለዋ ደረጃ ትምህርቲ ኣብ ኣፍሪቃ ኣብ ዝተሓላለኸ ኩነታት ይርከብ።

ኣብዚ ዘለናዮ መበል 21 ክፍለዘመን ኣንተኰሳ ኣብ ላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቲ ኣብ ኣፍሪቃ ዘጋጥሙ ዘለው ብድሆታት ዝተሓለለኣን ውሽጣዊን ደጋውን ምንጪ ዘለዎም ኮይኖም ንረክቦም፡ ትሑት መጠን ተሳታፍነት ዘይምዕሩይ ዕድላት ትሑት ብቕዓት ኣብ ትሕዝቶኦም ዝወሃብ ትምህርቲ፡ ሕጽረት ጸጋታት፡ ልዑል ጠለብ ንዘመናዊ ፍልጠት ብሓደ ወገን፡ ዓውላማ ዝፍጥፍጥሮ ቅልጡፍን ጽዑቕን ምቅይያራት ድማ በቲ ሓደ ወገን፡ ደረጃ ላዕለዋይ ትምህርቲ ኣብ ኣፍሪቃ እቲ ዝድለ ወጽኢት ይህብ ኣሎ ንምባል ኣጸጋሚ ኣዩ። በዚ መንጽርዚ ምስ እንርእዮ፡ ፍታሕ ናይዚ ግድላትዚ፡ ሓደ ጎድናዊ ዘይኮነ፡ ብብዙህ መኣዝን ክጥመት ከም ዘለዎ ኣገዳሲ ኣዩ። ስለዚ ኣብ ደግመ ምሕዳስን ምጋንን ላዕለዎት ትካላት ትምህርቲ፡ ቀሊል ምርጫ ዝብሃል ከም ዘየሎ ምግንዛብ የድሊ።

ብዛዕባ ፍታሕ ጸገማትን ብድሆታትን ላዕለዋይ ትምህርቲ ኣብ ኣፍሪቃ ኣብ ዝሕሰበሉ እዋን፡ ቅድሚን ልዕሊ ኹሉን ክስገር ዘይግባእ ተራ መንግስቲ እዩ። ኒዮ ክላሲካል ቁጠባዊ ስሩሓሳብ መሰረት ዝገበረ፡ እግመ ሓለፍቲ ፋይናንስያዊ ትካላት ዓለም፡ ፕሮግራም ቅርጻዊ ምምዕርራይ ብዝብል ምኽኒት፡ ተራ መንግስቲ ብምድራት ንህዝቢ ኣገልግሎት ኣብ ዝህቡ ትካላት ማሕበራዊ ኣገልግሎት ብሓፈሻ መንግስቲ ንላዕለዋይ ትምህርቲ ዝህቦ ደገፍን ምወላን ድማ ብፍላይ ክጎድል ዝገበረ ታሪኻዊ በደል ኣብዐዘን ትካላት ዝገደፎ ኣሉታዊ ስምብራት ቀሊል ኣይነበረን። ስለዚ መንግስታት ኣፍሪቃ ዘለዎም ድሩትነት ቁጠባዊ ጸጋታት ርዱእ ኮይኑ፡ ጠመተኦምን ኣተኩሮኦምን ኣብ ምምዕባል ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ብዘኾነ ኣካል ክትካእ ዝኽእል ኣይኮነን። ምኽንያቱ ላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቲ ኪንዮ ብናይ ዕዳጋ መምዘኒታት ዝልካዕ ረብሓታት ስለዘለዎ።

ብኻልኣይ ደረጃ ምምሕያሽን ምምዕባልን ላዕለዋይ ትምህርቲ ንበይኑ ፈሊኻ ዝረአ ኣይኮነን። ምስ ኩሉ ደረጃታት ትምህርቲ ጽላት ተኣሳሲሩ ዝኸይድ እዩ። ስለዚ ኣብ ኩሉ ደረጃታት ክህሉ ዝግብኦ ሚዛናዊ ተሳታፍነት፡ ምዕሩይ ዕድላት፡ ኣብ ሞንጎ ቁጽሪ ዝሓልፉ ተመሃሮን ብቕዓቶምን ክህሉ ዝግበኦ ሚዛን፡ ጉዳይ ምወላን ምንጻር ተራን ሓላፍነትን ትካላት ትምህርትን ወዘተ… ነንሓድሕዱ ተኣሳሲሩ ዝኸይድ ንውጽኢት ላዕለዋይ ትምህርቲ ዝጸሉ ስለዝኾነ፡ ኣብ ውሽጢ ዳይናሚካዊ መቓን ፖሊሲ ኣትዩ ክስረሓሉ ከድሊ እዩ። እዚ ንኽግበር ድማ ኩሎም መሻርኽቲ ኣካላት ዝሳተፍዎ ሃገራዊ ዋዕላታት፡ ናይ ምምኽኻር መድረኻትን ናይ ክኢላታት ተሳታፍነትን ኣገዳስነቱ ዕዙዝ እዩ።

ምንጪ፦ African sfudies review (2004) ቁጽሪ 47

***

## ድላይ ማሕበር

# ኣበርክቶ መንእሰያት ዘድመቐን ዘድነቐን ፈስቲቫል

ወለዶታት ነናቶም ሓላፍነት፡ ኣበርክቶን ታሪኽን ገይሮም እዮም ዝሓልፉ። ከም'ቲ ንነፍሲ ወከፍ ሰብ ኣብ ሂወት ዝገጥምዎ ብደሆታት ብዓይነትን ዓቐንን ዝፈላለ፡ ብእኩብ ንነፍሲ ወከፍ ወለዶ ዘጋጥምዎ ብደሆታትውን ካብ መድረኽ ናብ መድረኽ ክፈላለዩ ናይ ግድን ይኸውን። ስለ ዝኾነ ኸኣ ኤርትራውያን መንእሰያት ኣብ ዝተፈላለየ መድረኻት ንዘገጠምዎም ብደሆታት ብብቕዓት እናመከቱ ክኸዱ ጸኒሖምን ኣለውን። ምንባር ከም ውልቀ ሰብ፡ ከም ህዝብን ሃገርን ንብደሆታት እናሰገርካን እናገጠምካን እተስተማቕሮ መስርሕ እዩ።

ብደሆታት ድሕሪ ናጽነት ካብ'ቲ ናይ ቅድሚ ናጽነት ዝተፈልየ ምኳኑ ዘካትዕ ኣይኮነን። ካብ ድሕረትን ድኽነትን ምልቓቕ፡ ሃገራዊ ስነ-ኣእምሮኣዊ ህንጸት ምስልሳል፡ ንዘተወሳሰበ ግዳማዊ ተጻብኦታት ብምፍሻል ህላወን ቀጻልነትን ምውሓስ፡ ንመትከል ርእሰ-ምርኮሳ ብዕዉብ ምስራሕን ምርግጋጽን ወዘተ፡ ብኹሉ መለክዒታት ዝተሓላለኹን ከበድትን ብደሆታት እዮም። ኤርትራውያን መንእሰያት እምበኣር ነዚም ብደሆታት ንምግጣም መድረኻዊ ሓላፍነቶም ተሰኪሞም ኣብ ምርብራብ ይርከቡ። ኣብ ዝሓለፉ 20 ዓመታት ናጽነት ድማ፡ ኤርትራውያን መንእሰያት ብውሽጣዊ ዓቕሚ፡ ንውሽጣውን ደጋውን ብደሆታት ብብቕዓት መኪቶም ኣብ ዘተእማምን ባይታ ኣደልዲልና ክንረግጽ ክኢልና ኣለና። ሳላ መንእሰያት!

5ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ብቐንዱ ነዚ ድንቂ ታሪኽን ኣበርክቶን መንእሰያት ኣፍልጦን ኣድናቖትን ንምሃብ ዝዓለም እዩ ኔሩ። ከሉ ንጥፈታት ድማ ነዚ ዕላማዚ ንምጭባጥን ንምንጽብራቕን፡ ብዕቱብ ምድላዋትን ሓያል ወህደትን ምድላዋቱ ድሕሪ ምዝዛዝም ብ13 ሓምለ ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ዝርከብዎም ላዕለዎት ሰበ-ስልጣን መንግስቲ፡ ሓለፍቲ ህግደፍ፡ ኣዘዝቲ ሰራዊት፡ ተመረቕቲ መበል 25 ዙርያን ዕዱማት ተሳተፍቲ ፈስቲቫልን ኣብ ዝተረኽብሉ ብወግዒ ተኸፊቱ። 5ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት፡ ምስ ምምራቕ መበል 25 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ብሓባር ብምኽያዱ ድርብ ጽንብል እዩ ኔሩ። በዚ መሰረት ድማ ነዚ ዓቢ ጽንብል ብጽፈትን ስልጡንትን ንምኽያዱ፡ ብወገን ሃግመተኤን ማእከል ትምህርትን ስልጠናን ሳዋን ኣብ ዝተፈላለየ ንጥፈታት ዝሳተፉ፡ 12 ዝተፈላለዩ ኮሚቴታት ብውህደት ዕዉት ዕማማት ኣሰላሲለን።

5ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት፡ ንኣበርክቶ መንእሰያት ኣብ ዝሓለፉ ናይ ናጽነት ዓመታት ምእንቲ ከንጸባርቕን ማእከል ስሕበት መንእሰያት ምእንቲ ክኸውንን፡ ኩሉ ንጥፈታቱ መንእሰያት ዝሳተፍዎ፡ ዝመርሕዎን፡ ዘውንንዎን ኮይኑ'ዩ ተዳልዩ። መጽናዕታዊ ጽሑፋትን ትምህርታዊ ውድድራትን፡ ስፖርታዊ ውድድራት፡ ምሽላም ብሉጻት መንእሰያት፡ ባህላዊን ስነ-ጥበባዊን ውድድራት፡ ምህዞን ሰንዓን፡ ሰሚናራት፡ ወዘተ መንእሰያት ከከም ድሌቶም፡






ብቕዓቶምን፡ ተውህቦኦምን፡ ብሓያል ድሌትን ናይ ተወዳዳርነት መንፈስን ማዕሪጎም ሓሊፎም።

## መጽናዕታዊን ትምህርታውን ውድድራት

መጽናዕታዊን ምርምራውን ጽሑፋት ምድላው ንኣከባቢ'ኻን ሽግራት ሕብረተሰብን ብግቡእ ንምግንዛብን መፍትሒ ኣማራጺታት ንምፍታሽን ርሒብ ዕድል ይኸፍት። ዓበይቲ ምርምራትን መጽናዕትታትን ምኽያድ ንቑሕ ትዕዝብቲ፡ ምልላይ ሽግራትን ሓያል ድሌትን ተበግሶን ዝሓትት'ኳ እንተኾነ፡ ካብ ዕድመ ንእስነት ምስ ዝጀምር ዝያዳ ኣድማዒ ይኸውን። ማሕበር፡ መንእሰያት ናይ ምርምርን መጽናዕትን ድሌቶም ንምምላእ፡ ኣብ መስርሕ እናማዕበለ ዝኸይድ ምርምራዊ ክእለት ንምኽዕባት፡ ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ፌስቲቫል፡ ምርምራዊን መጽናዕታዊን ስርሓት ብመንእሰያት ንኽቐርቡ ኩተባብዕን ባይታ ክፈጥርን ጸኒሑ እዩ። ብዘይካዚ ኣብ ናይ ሎሚ ዓመት 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል፡ ተማሃሮ ካልኣይ ደረጃ'ውን ብዓቕሞም ኣብ ከባቢኦምን ኣብ ቀጽሪ ቤት ትምህርቶምን ዝዕዝብዎም ጉዳያት ከም ኣርእስቲ ብምልዓል ከጽንዕዎም ዕድል ዝኸፍተ ብምንባሩ ፍሉይነት ኔርዎ። በዚ መሰረት ድማ ብዝተገብረ ኳስኳስን ምውዕዋዕን ኣስታት 20 መጽናዕታዊ ወረቓቕቲ ብመንእሰያት ንውድድር ክቐርብ ኽሎ፡ ብመማይት ኮሚቴ ብቑዓት ኮይነን ዝተረኽባ ኣርባዕተ ስርሓት ድማ ኣብ ሳዋ ከም ዝቐርባ ገይሩ።

ትምህርታዊ ውድድራት፡ መንእሰያትን ተማሃሮን ኣብ ዝተፈላለዩ ኣርእስታት ዘለዎም ኣረዳድኣ ዘሐይል፡ ናይ ምትንታን ዓቕሞም ዘዕቢ፡ ኣብ ቅድሚ ተዓዘብቲ ደው ኢሎም ሓሳባቶም ንኽቕርቡ ርእሰ- ምትእምማን ዝፈጥር፡ ኣብ ርእሲ'ቲ ኣካዳምያዊ ብቕዓቶም፡ ሓፈሻዊ ፍልጠቶም ዘደንፍዕሉ መድረኽ እዩ። በዚ መሰረት ድማ፡ ነዚ ዝተባህለ ዕላማ ንምጭባጥ፡ ውድድር መደረ ብቋንቋታት ዓረብን ትግርኛን፡ ውድድራት ክትዕ፡ ሓፈሻዊ ፍልጠት፡ ዘድሊ ናይ ምጽራይ መስርሕ ብምሕላፍ፡ ናይ መዛዘሚ ውድድራት ብውዕውዕ መንፈስ ኣብ ሳዋ ተቓኒዩ።

## ምሸላም ብሉጻት መንእሰያት

መተባብዒ (incentive) ኮይኑ ሕልፊ ሰብ ዝያዳ ዝሰርሕን፡ ብተበግሶኡን ውሳኔታቱን ንኽልኦት ናይ ጽቡቕ ኣብነት ዝኸውን ዝያዳ ሓይልን ድርኺትን ዝፈጥር እዩ። ምትብባዕ ኣብ ኣፍራይነትን መሃዝነትን ዘለዎ ዕዙዝ ተራ ብመጽናዕቲ ተረጋጊጹ እዩ። ኣብ መብዛሕትኡ ሕሉፍ እዋናት መንእሰያት ከም ፈጠርቲ ሽግር፡ ንኣተሓሕዞኦም ጥንቃቐ ዝሓቱ፡ ዘይግዱሳትን ሓላፍነት ሕብረተሰብ ዘይስምዖም ስለዝኾኑ ኸኣ ምእላይ ዘድልዮም ተባሂሎም ዝተገልጽሉ እዋን ውሑድ ኣይኮነን። እንተኾነ እዚ ዘንቡዕ መረዳእታ'ዚ፡ መንእሰያት ንጉዕዞ ምዕባለ ሕብረተሰብ ዘቀላጥፉ፡ መንእሰያት ፈጠርቲ ሽግር ዘይኮኑ፡ ብመሃዝኦምን ብሉጽ ስርሓቶም ፈታሕቲ ሽግር ሕብረተሰብ ምኻኖም ብግብሪ ስለዘርጋገጹ፡ ኣብ ሓደ ሕብረተሰብ ተጻረርቲ ዘይኮኑ መሻርኽቲ ምኻኖም ዝቕበል ኣረዳድኣ እናዓበለ ይመጽእ ኣሎ። መንእሰያት ንዘበርከትዎም ብሉጻት ስርሓት ብውሕዱ ኣፍልጦ ምሃብ፡ ብዓቢኡ ድማ ምሸላምን ምትብባዕን ተራባሒ ውጽኢት ኣለዎ።

ኣብ 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል ካብ ዝተኣታተወ ብዓይነቱን ትሕዝትኡን ፍሉይ መደብ እምበኣር፡ ምሸላም ብሉጽ ስራሕ ወይ ኣበርክቶ ዝገበሩ መንእሰያት እዩ። ብሉጽ መንእሰይ ብሉጽ ስራሕ ወይ ኣበርክቶ ይገብር። ብመሰረት መግለጺ ኮሚቴ ምሸላም ብሉጻት መንእሰያት፡ ብሉጽ መንእሰይ ዝብሃል፡ ንዘወሃብዎ ዕዮታትን ንጥፈታትን ኣብ ምስልሳል፡ ንዚጋጥምዎ ጸገማት ዝብድህን ውሕሉል ኣጠቓቕማ ጸጋታት ዘረጋግጽን እዩ። ብተበግስኡን ውሳኔኡን ኣካይዳ ዝኑብረሉ ከም ወይ ዝሰርሓሉ ትካል ክቐየር ዝጽለው፡ ሓደስቲ ሓሳባት ብምፍልፋል ሓደስቲ መሳርሒታትን ኣገባባትን ዘተኣታተወ፡ ህሉው ኣሰራርሓ ዘመሓየሸ፡ ንገዛእ ርእሱ ኣብ ምምዕባል ፍሉይ ብቕዓት ዘጥረየን ኣብ ምሕያል ሃገራዊ ዕላማታትን ቀዳምነታትን ኣበርክቶ ዝገበረ፡ ገለ ካብ'ቶም ብሉጽ መንእሰይ ንምግላጽ ዝተቐመጡ መምዘኒ ረቛሒታት ነይሮም። ብዝተገብረ ኳስኳስን ምውዕዋን፡ ንዘወጹ መምዘኒታትን ቅጥዕታትን ዘማልኡ 74 ዝተፈላለዩ ስርሓት ንውድድር ቀሪቦም። ዘድሊ ናይ ምምማይ መስርሕ ድሕሪ ምኽያድ ኸኣ፡ ቀዳማይን ካልኣይን ደረጃ ዝሓዘ ስርሓት ንሽልማት ሶይራ (ንብሉጽ ኣበርክቶ ዝገበረ ዝውሃብ ሽልማት) ቀሪቡ። ላዕለዎት ሰበስልጣን መንግስቲ፡ ኣዘዝቲ ሰራዊትን ዕዱማትን ኣብ ዝተረኽብሉ ኣጋጣሚ ድማ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ፡ ንኣርባዕተ ናይ ቀዳማይ ደረጃ ዝሓዛ ውጽኢት ጻዕሪ፡ ተበላሕትነትን መሃዝነትን መንእሰያት ዝኾና ስርሓት ንነፍሲወከፈን ናይ 100,000 (ሚእቲ ሽሕ) ናቕፋ ሽልማት ሶይራ ተሸሊመን። እዘን ንሽልማት ሶይራ ዝበቕዓ ስርሓት እዘን ዝስዕባ እየን።

1. ኣብ ዓውደ ስነ-ቁጽሪ ብዓለም ደረጃ ተቐባልነት ዝረኸቡ ትዮረማት ዘማዕበለ መንእሰይ ሰዒድ መሓምድዓሊ

2. ኣብ ሕርሻ ንምህርቲ ስርናይን መሸላን ዘሰሰን ኣበርክቶ ዝገበሩ ክልተ መንእሰያት- ፍቓዱ ተስፋሚካኤልን ኣብርሃም ሚኪኤልን

3. ንዘጽንሐ ባህላዊ መድሃኒት ብምጽናዕ ናይ ምፍዋስ ዓቕሙ ብስነ-ፍልጠታዊ ኣገባብ ዘረጋገጹ ክልተ መንእሰያት- ፈቨን በረኸትኣብን ቢንያም ጎይትኦምን

4. ብስፖርት ኣብ ኣህጉራዊ መድረኽ ኣንጸባራቒ ዓወታት ዘመዝገበ መንእሰይ-

ዘርእሰናይ ታደሰ

ተሸለምቲ ኮይኖም።

ብዘይካዚ፡ ኣብ ሽልማት ብሉጽ መንእሰይ 2ይ ደረጃ ዝሓዛ 7 ስርሓት ንነፍሲ ወከፍ ስራሕ ናይ 25 ሽሕ ናቕፋ መተባብዒ ተሸሊመን። እተን ስርሓት፡ ኣብ ምርምር ስኑቁጽሪ፡ ኣብ ዓውዲ ስፖርት ቅድድም ብሽክሌታን ኣትሌቲክስን፡ ምስሳን ምህርቲ ጸባ፡ ኤሌክትሮኒካዊ መዝገበ ቃላት፡ ምዝቋቕ ማይ ካብ ግመ፡ ከምኡ'ውን ንምምሕያሽ ሞኮነ ኣድሓኑት ዘጠቓለላ ስርሓት እየን።

ሽልማት ሶይራ ልዕሊ ምትብባዕ ዝኸይድ ትርጉምዩ ዝለዎ። ኣብ መንእሰያት ናይ ተወዳደርነት መንፈስ ብምዕባይ፡ ኣብ ሕብረተሰብ እወታዊ ጽልዋ ዘለዎ ኣበርክቶን መሃዝነትን ክንብሩ ምድራኽ ቀዳማይ ዕላማዩ። መንእሰያት ዘለዎም ዕቑር ዓቕሚ ብምፍታሽ፡ ብውልቂ ይኹን ብጉጅለ ዓቕምታቶም ዘበራብርሉ ባይታ ምፍጣር ድማ እቲ ካልእ ገጽ ናይዚ ሽልማት እዩ። በዚ ኮይኑ ቡቲ ግን ሽልማት ሶይራ፡ ንኣበርክቶ መንእሰያት ኣብ ዝተፈላለዩ ዓውድታት ዝግባእ ኣፍልጦ ሂቡ ተመዝጊቡ ኣሎ።




### ምርኢት ምህዞን ሰንዓን

ካልእ ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ኣብ ሳዋ ዝቃናዕ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት፡ ኣተኩሮ ነጋድያን ዝስሕብ ትሕዝቶ ምህዞን ሰንዓን እዩ። መሰረት ናይ'ዚ ሕጂ ተበጺሑ ዘሎ ምዕባለ ቴክኖሎጂን ስኑ-ፍልጠትን፡ ብንኡስ ዓቕሚ ዝተጀመረ ንጥፈታት ምህዞን ሰንዓን እዩ። ተበግሶታት ምህዞን ሰንዓን ኣብ ፌስቲቫላትን ኣጋጣሚታትን ጥራይ ተቐልቂሉ ዝቕህም ከይኸውን፡ ሃማመተኤ ነዞም ኣብ'ዚ ዓውዲ'ዚ ተገዳስነት ዘለዎምን ዝተፈላለየ ፈተነታት ዘካይዱን መንእሰያት ብዝተወደበ ኣገባብ፡ ዘድሊ ሓገዝን ምትሕብባርን ምእንቲ ክረኽቡ ብሓላፍነት ሒዙ ዝሰርሓሉ ዘሎ እዩ። ምኽንያቱ፡ ምህዞን ሰንዓን ናብ'ቲ ዝድለ ፍረ ክበጽሕን ንሽግራት ሕብረተሰብ ዘቃልል ውጽኢት ክርከቦን ቐጻሊ ሓገዝን ናብዮትን ይሓትት። ስለ ዝኾነ ኸኣ ሃማመተኤ ሃገራዊ ቦርድ ምህዞን ሰንዓን ብምቛም ናይ ክኢላታት ምኽርን ስልጠናን ንመንእሰያት ኣብ ርእሲ ምሃብ፡ መጠነ ንኡስ ናይ ልቓሕ መደባት'ውን ከካይድ ጸኒሑ እዩ። ኣብ 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ድማ፡ ውጽኢት ናይ'ዞም ዝተጠቕሱ ንጥፈታት ዝኾኑ፡ ሓያለ ፍርያት ዘሓቖፈ ምርኢት ምህዞን ሰንዓን ንጋድያን ፌስቲቫል ቀሪቡ። ኣብ ምርኢት ምህዞን ሰንዓን ኣብ ቴክኖሎጂ ሓበሬታ (ኮምፒዩተር ሃርድዌርን ሶፍትዌርን) ኤሌክትሮኒካዊን መካኒካዊን ካልእን ዘጠቓለለ 62 ስርሓት ቀሪቡ፡ ብዙዓዘብቲ ልዑል ኣድናቖት ረኺቡ። ኣቕረብቲ ናይ ምህዞን ሰንዓን፡ ካብ ኢንስቲትዩት ቴክኖሎጂ ኤርትራ፡ ካብ ኣብያተ-ትምህርቲ ቴክኒክ፡ ካብ ማእከላይን ካልኣይን ደረጃ ኣብያተ-ትምህርቲ ከምኡ'ውን ኣብ ውልቃዊ ዋኒንን ዝተዋፈሩ መንእሰያት'ዮም ኔሮም። ሃማመተኤ ኣብ ዓውዲ ምህዞን ሰንዓን ዝቐርብ ፍርያት ብዓይነትን ዓቕንን ክዓብን ናብ ትግባረ ዝሰጋገሩ ፕሮጀክትታት ምህዞን ሰንዓን ምእንቲ ክመጹ ዝተፈላለየ ሓገዛት ክገብር ኣብ ርእሲ ምጽንሑ፡ ንብሉጻት ስርሓት ምህዞን ሰንዓን ምሽላምን ምትብባዕንውን ከም መደብ ሒዙ ክሰርሓሉ ጸኒሑ እዩ። በዚ መሰረት ድማ፡ ኣብ 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ኣብ ነፍሲ ወከፍ ዓውዲ፡ (ኮምፒዩተር ሃርድዌር፡ ሶፍት ዌር፡ ኤሌክትሪካዊ፡ መካኒካዊ) ብመማይት ኮሚቴ ብሉጻት ኮይኖም ንዝተረቚሑ፡ ካብ 1-3ይ ዝወጹ ዕውታት፡ ካብ 30ሽሕ- 20ሽሕ ናቕፋ ዝዘርጋሕ ሽልማት ከዳልውሎም እንከሎ፡ ሓያለ መንእሰያት ድማ፡ በብደረጃኡ ዝፈላለ ናይ መተባብዒ ገንዘብ ተቐቢሎም። እዚ ሽልማትን መተባብዕንዚ፡ ኣብ'ቶም ተቐባልቲ መንእሰያት ዝፈጥሮ ናይ መሃዝነትን ተበላሕትን ድርኺት ልዑል ኣብ ርእሲ ምዃኑ፡ ኣብ ካልኦት ኣብ'ዚ ንጥፈት'ዚ ተገዳስነት ዘለዎም መንእሰያትን ተመሃሮን ዘሕድሮ ቅዱስ ቅንእን ውድድርን'ውን መልእኽቱ ዓቢ እዩ።

ብኣጠቓላሊ፡ ማሕበር ኣብ 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል፡ ንሽልማትን መተባብዕን መንእሰያት ዝውዕል ጥራይ ኣስታት ሓደ ሚልዮን ናቕፋ ወጻኢ ገይሩ ኣሎ። እዚ ኣካል ናይ'ቲ መንእሰያት ሞያን ፍልጠትን ዓጢቖም፡ ብድስፕሊን ተኸስኺሶም፡ ኑብሶም ክኢሎም ኣብ መስርሕ ምህናጽ ድልዱል ቁጠባ ተዋሳእትን ረባሕትን ንምግባርም ዝግበር ዘሎ ሃገራዊ ወፍሪ እዩ።

### ሽልማት ሳዋ

ብዘይካ'ዚ በብዓመቱ ኣብ ወጻኢ ሃገራት፡ ናይ 2ይ ደረጃ ትምህርቶም ብዓወት ዝዘሙ መንእሰያት ዝውሃብ ሽልማት ሳዋ ሎሚ ዓመት'ውን ኣስታት 370 መንእሰያት ዝተዳለወሎም ሜዳልያ ሽልማት ሳዋ ካብ ኢድ ፕረዚደን ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ተቐቢሎም። ሽልማት ሳዋ ብቐንዱ መንእሰያት ምስ ሃገሮም ዘለዎም ምትእስሳር ንምድልዳል፡ ኣብ ወጻኢ ሃገራት ኮይኖም ምስ ዘለዎም ባህላዊን ማሕበራዊን ብድሆታት ትምህርቶም ብዓወት ብምዝዛሞም፡ ኣፍልጦን ኣድናቖትን ንምሃብ ዝዓለመ እዩ። ብዝሒ ንሽልማት ሳዋ ዝበቕዑ መንእሰያት ካብ ዓመት ናብ ዓመት እናወሰኸ ምምጽኡ ድማ፡ ነዚ ድልዱል ምትእስሳር ዘጉልሕ ኮይኑ ንረኽቦ።

### ሰሚናራት

ኣብ'ዚ ዘሎናዮ ዘመን ሓበሬታ ቀንዲ መሳርሒ ምዕባለ ኮይኑ የገልግል ኣሎ። ዝውሰዱ ውሳኔታት ኣድማዕነቶምን ቅልጣፈኦምን ኣብ እትረኽቦ ቅኑዕን ቅልጡፍን ሓበሬታ ይምርኮስ። ኣብ ሳዋ ዝተቓንዐ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት'ውን ናይ ሓበሬታ፡ ናይ ዘተን ምይይጥን መድረኽ ብምውዳድ፡ ተሳተፍቲ ብመገዲ ሰሚናራት ህሉው ምዕባሌታት ሃገሮም፡ ናይ ልምዓት ፖሊሲታትን ስትራተጂታን፡ ኣብ ነፍሲ ወከፍ

ጽላት ዝሰላሰል ዘሎ ንጥፈታትን ካልእን ዝገልጽ ዙተን ምይይጥን ክረኽቡ ጸኒሖም። ኣብ 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ክልተ ዓበይቲ ሰሚናራት ተቓኒያም። ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ንተሳተፍቲ ፌስቲቫል ኣብ ዝሃቦ ሰፊሕ ሰሚናር፡ ጭቡጣት ናይ ልምዓት መደባት ንምዕዋትን ዝበርኸ ልምዓታዊ ጉዕዞ ንምስልሳልን፡ ኤርትራውያን መንእሰያት ስራሕ፡ ሞያን ፍልጠትን ኣጣሚሮም ክገዓዙ ኣዘኻኺሩ። "ሞሳን ዓስብን ኤርትራውያን መንእሰያት ውጺኢት ዝዓምዎ ዕዩ" ዝበለ ፕረዚደንት ኢሳይያስ፡ ዝያዳ'ቲ ዘዕርፍሉን ዝኸፈሉሉን ኑቲ ዘመዝግብዎ ሃገራዊ ዕቤት ስለዘማዕድው፡ ንዝበረኸ ውጽኢት ሞኒታዊ ዝምድና ስራሕ፡ ሞያን ፍልጡትን ተወሃሂዱ ክኸይድ ከም ዝግባእ ኣስሚሩሉ።

ውልቃውን ሃገራውን ምዕባለ ብድሌትን ብባህግን ጥራይ ዝበጽሕ ኣይኮነን። ብቀጻሊ እናማዕበልን እናተሓደሰን ዝኸይድ፡ ተወዳዳሪ ፍልጠትን ሞያን እንተዘይ ዓጢቕካን ንዘዋህለልካዩ ሞያን ፍልጠትን ብዲስፕሊን ኣሰኒኻ ኣብ ዝጭበጥ ፍርያት ከተውዕሎ እንተዘይክኢልካን ኣብ'ዚ ቁጠባ ኣብ ፍልጠትን ሞያን ተሞርኵሱሉ ዘሎ እዋን ንቕድሚ ት ክትስጉምን እወታዊ ገስጋስ ከተመዝግብን ከቶ ዝክኣል ኣይኮነን። ሰሚናር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ድማ ነዚ ሞኒታዊ ዝምድና'ዚ ብግቡእ ዘጽረ ነይሩ። መንእሰያት ፍልጠትን ሞያን እንተዘይ ዓጢቖም፡ ብድሌት ወይ ብባህጊ ንኹሉ ነገር ብኣድማዕነት ክሰርሑ ከም ዘይክኣል ብምግላጽ፡ ፍልጡትን ሞያን ደረት ስለዘይብሎም፡ ናብ'ቲ ክንበጽሖ እንደሊ ድማ ገና ሓያል ጉዕዞ ስለ ዝተርፈና፡ መንእሰያት ዝተፈላለየ ዓውደ ሞያ ንምቕሳም ብዝለዓለ ክሰርሑ ከም ዝግባእ ኣገንዚቡ።

ብዘይካ'ዚ፡ ዕድላት ሽቕለት ኣብ ጽላት ዕደና ብዝምልከት ኣቶ ኣለም ክብርኣብ፡ ዋና ዳይረክተር ክፍሊ ማዕድን ሰሚናር ኣካይዱ። ኣቶ ኣለም፡ ምስ ዕደና ብቐጥታ ይኹን ብተዘዋዋሪ ዝተሓሓዙ ዕድላት ሽቕለት ብምዝርዛር፡ መንእሰያት ኣብ'ዞም ዝፍጠሩ ዘለዉ ናይ ሽቕለት ዕድላት ተሳተፍትን ረባሕትን ክኾኑ፡ ዘድሊ ፍልጡትን ሞያን ክዓጥቁ ከም ዝግባእ ኣዘኻኺሩ።

ተሳተፍቲ ድማ፡ ኣብ'ቲ ናይ ዙተን ምምያጥን መድረኽ፡ ሕቶታቶምን ርእይቶታቶምን ብምቕራብ ዘዕግብ መልሲ ረኺቦም።

## ባህላዊን ስነ-ጥበባዊን ምርኢት

ባህልን ስነ-ጥበብን፡ ንፌስቲቫላትና ዘድምቑን ዘማዕርጉን ምድላዋ እዮም። ባህላዊን ስነ-ጥበባዊን ፍርያት፡ ንዝሓለፍናዮ ጉዕዞ፡ ዘለናዮ መድረኽን ክንበጽሖ እንሕልኖ ራእይን፡ ብረቂቕን ኣዘናጋዕን ኣገባብ ኣብ ኣእምሮና ዘስርጽ ሓያል መሳርሒ እዩ። ስለ ዝኾነ ኸኣ ባህላዊን ስነ-ጥባዊን ምርኢታትን ውድድራትን ካብ'ቲ ሰፊሕ ምድላዋት ዝተገበረሉ ንጥፈታት 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ነይሩ።

በዚ መሰረት፡ ኣብ ያታውን ዘመናውን ባህሊ፡ ስነ-ጥበባዊ ውድድራት፡ (ግጥሚ፡ ሓጺር ዛንታ፡ቅብኣ)፡ ናይ መድረኽ ድራማ፡ ያታዊ ቁንጅና፡ ወዘተ፡ ንብዙሕነት ብሄራትን ጂኦግራፍያዊ ኣቃውማን



ኣብ ግምት ብምእታው፡ ኣብ'ዚ ዓውዲ ንዘሎ ዕቑር ዓቕሚ መንእሰያትና ብዘንጸባርቕ ኣገባብ፡ ን5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ኣማዕሪጉ ሓሊፉ። መንእሰያት ብውልቂ ኮነ ብጉጅለታት ንባህላዊ ውርሻታትን ክብርታትን ኩለን ብሄራትና ብዘንጸባርቕ ኣገባብ ዘቕረብዎ ትሕዝቶታት፡ ልዕሊ ምዝንጋዕን ምዝናይን፡ ምዕባለ ስነ-ጥበብ ሃገርና እናሰኾመ ይኸይድ ከምዘሎ ዘርኢ እዩ። ኣብ ፌስቲቫላት ክቐርብ ዝጸንሐ ባህላዊን ስነ-ጥበባዊን ምርኢት እምባኣር፡ ባህላዊን ያታዊን ውርሻታት ናብ መንእሰያት ይሰጋገር ከም ዘሎ ኣንጺሩ፡ መንእሰያት ናብ መድረኽ ናይ ምውጻእ ዕድላት ፈጢሩ፡ መንእሰያት ናይ መንነት ሓበን ከም ዝሰምዖም ገይሩ፡ መንእሰያት ኣብ ምዕቃብን ምስትምቓርን ክብርታት ተዋሳእነቶም ከም ዘሐይሉ ገይሩ።

ብዘይካ'ዚ ኣብ መኽፈትን መዕጸውን 5ይ ፌስቲቫል መንእሰያት ዝቐረቡ ስነ-ጥበባዊ ስርሓት ስምዒት ተዓዘብቲ ብዘቕስቅስ መገዲ፡ ኑቲ ኤርትራውያን መንእሰያት ዝወዓልዎ ናይ ጅግንነት፡ ናይ ህንጻትን መኹተን ውዕሎ፡ ብምእዙዝ ቃናታቶም ኣጋዊሖም። ስለ'ቲ ውራያትና ንምድማቕ ዘካይድዎ ልዑል ጻዕሪ ድማ ምስጋና ዝግብኦም እዩ።

ናይ ሎሚ ዓመት ፌስቲቫል መንእሰያት፡ ካብ ወጻኢ ሃገራት ማለት ካብ ኡጋንዳ፡ ሩዋንዳ፡ ደቡብ ኣፍሪቃን ሱዳን ዝመጹ ጉጅለታት ባህሊ ዝተሳተፍዎ ብምንባሩ ፍሉይነት ነይርዎ። Eri-Artista እውን ከም'ቲ ልሙድ ዘቕረብዎ መሳጢ ምርኢት፡ ንፌስቲቫልና ተወሳኺ ድምቀት ሂብዎ'ዩ።

## ስፖርታዊ ውድድራት

ስፖርት ዝበዝሐ ተሳታፍነት መንእሰያት ዘውሕስን ዝበዝሑ ተዓዘብትን ዘለዎ ዓይነት ንጥፈት እዩ። ስፖርታዊ ውድድራት ኣብ መንጎ መንእሰያት ዝፈጥሮ ሌላን ምትሕቝቛፍን፡ ኣካላውን ኣእምሮኣውን ጥዕና ብተደጋጋሚ ክግለጽ ጸኒሑ እዩ። ስለዝኾነ ኸኣ ኣብ 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ልዑል ጠመተ ተዋሂብዎ ተሰሪሕሉ። ኣብ ስፖርታዊ ውድድራት፡ ካብ ተመሃሮ 2ይ ደረጃ፡ ካብ ኮለጃትን ጨናፍር ወጻኢን ዝመጹ መንእሰያት ተሳቲፎም። ኣብ ኩዕሶ እግሪ፡ ኩዕሶ መርበብ፡ ኩዕሶ ሰኪዔት፡ ኣትሌቲክስ፡ ቕድድም ብሽክሌታ፡ ማውንተይን ባይክ፡ ባድሚንተን ከምኡ'ውን ካብ ያታዊ ስፖርት ፍትሊ፡ ዝላ ልዕለትን ዝላ መሬትን ወዘተ፡ ብኽልቲኡ ጾታ ብዙሓት መንእሰያት ዘሳተፈ ውድድራት ተኻይዱ። ውድድራት ስፖርት፡ ልዕሊ'ቲ መመቀሪ ፌስቲቫላት፡ ንኹለን ዞባታት ዘሳትፍ ብምዃኑ፡ ዕቑር ጸጋታት መንእሰያት ኣብ ስፖርት ኣብ ርእሲ ምፍታሹ፡ ንሃገር ከስምዩ ዝኽእሉ መንእሰያት ዝልለይሉ ኣጋጣሚ'ውን እዩ።

## ዞባዊ ዋዕላ

ሃማመተኤ ከም ኣካል ናይ ወጻኢ ንጥፈታቱ ምስ ኣብ ዞባናን ከባቢናን ዝርከባ ናይ መንእሰያትን ተመሃሮን ማሕበራትን ምትእስሳራትን በብደረጃኡ ዝምድናታትን ክምስርት ጸኒሑን ኣሎን። ከም መቐጸልታን መደልደልን ናይ'ዚ ዝምድናታት'ዚ ድማ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ኣብ ዝቃናዓሉ ግዜ፡ ዞባዊ ዋዕላ ክውድብ ጸኒሑ። በዚ መሰረት ማሕበር ካብ 7-13 ሓምለ 2012፡ "ንጡፍ ተሳታፍነት መንእሰያት ኣብ ምፍታሕ ግርጭትን ዞባዊ ውህደትን" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ኣብ ሆቴል ኣስመራ ፓላስ ዞባዊ ዋዕላ ኣቃኒዑ። ኣብ'ቲ ዋዕላ ካብ ሱዳን፡ ደቡብ ሱዳን፡ ኬንያ፡ ሶማልያ፡ ሞሪሽስ፡ ታንዛንያ፡ ኡጋንዳ፡ ግብጽን ሩዋንዳን ዝመጹ 24 ተወከልቲ ማሕበራት መንእሰያትን ተመሃሮን ክሳተፉ ኸለዉ፡ ብጠቕላላ ድማ ኣብ'ቲ ዋዕላ ኣስታት 200 ዕዱማት ተሳተፍቲ

ነይሮም። ኣቦ'ቲ ዋዕላ 10 ምስ ቴማ ናይ'ቲ ዋዕላ ምትእስሳር ዘለወን መጽናዕታዊ ወረቓቕቲ ቀሪበን።

ብዘይካ'ዚ ከም ኣካል ናይ'ዚ ዋዕላ ፍሉይ ኣኼባ ማሕበር መንእሰያት 'ፓን ኣፍሪቃ' ጨንፈር ምብራቕ ኣፍሪቃን ህንዳዊ ውቅያኖስን ተቓኒዩ። ተሳተፍቲ ኣኼባ ብዛዕባ ኣብ ሃገራቶም ዘሰላሰልዎ ንጥፈታት ማሕበር መንእሰያት ፓን ኣፍሪቃ ብምቕራብን ዘድሊ ምይይጥ ድሕሪ ምኽያድን ኣብ ዝተፈላለዩ ዛዕባታት ኣብ ዝቕጽል ዓመት ክትግበር ትጽቢት ዝግበረሉ ዓመታዊ ውጥን ኣጽዲቖም። ካብ ምብራቕ ኣፍሪቃ ዝመጹ ተሳተፍቲ ድማ ናብ ወደባዊት ከተማ ባጽዕ ዑደት ድሕሪ ምኽያድ ኣብ ኣዳራሽ ምምሕዳር ዞባ ማእከል ኣብ ዝተገብረ ወግዓዊ ናይ ምዝዛም ጽምብል እቲ ካብ 7-13 ሓምለ 2012 ዝተቓንየ ዞባዊ ዋዕላ ደምዳሚ ኣዋጅ ብምውጻእ ብዓወት ተዛዚሙ። ንወከልቲ መንእሰያት ምብራቕ ኣፍሪቃን ኣብ ምግምጋም መጽናዕታዊ ወረቓቕቲ ዕዙዝ ኣበርክቶ ንዝገበሩን ታርጌታን ምስክር ወረቐትን ተዓዲሉ። ወከልቲ መንእሰያት ምብራቕ ኣፍሪቃ ድማ ኣብ መኽፈቲ ጽምብል 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ንምስታፍ ናብ ሳዋ ኣቕኒያም።



ኣብ ሳዋ ዝተቓንየ 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት፡ ኣብ ውሽጥን ኣብ ወጻእን ዝነብር ህዝብና ምእንቲ ክከታተሎ፡ ሰፊሕ ዜናዊ ሽፈነ ተኻይድሉ እዩ። ሚኒስትሪ ዜና ካብ ምድላዋት'ቲ ፌስቲቫል ጀሚሩ፡ ኣብ ኩሉ ማዕከናት ማለት ጋዜጣ፡ ራድዮ ብኹሉ ቋንቋታት፡ ተለቪዥን፡ ዘድሊ ዓቕሚ ሰብን መሳርሒታትን ብምውፋር፡ እኹል ሽፈነ ብምሃቡ ኩሉ ተኸታታሊ ብዘይ ዝኾነ ጸገም ክከታተሎ ክኢሉ እዩ። ማሕበር'ውን ብዓቕሙ ፍሉይ ሕታማት መጽሔት ብምድላው፡ ኩሉ ትሕዝቶታት ኣብ ቴማ'ቲ ፌስቲቫል ብምቕናይ ልዑል ጻዕሪ ኣካይዱ እዩ።

5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት፡ ኣስታት 3000 ካብ ወጻኢ ዝመጹ ኤርትራውያን፡ 2700 ንጡፋት ናይ ውሽጢ ሃገር ተሳተፍቲ፡ ልዕሊ 600 ዕዱማት፡ ሰልጠንቲ 25 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ተመሃሮ ሞያዊ ስልጠናታትን ኣባላት ሳዋን ብድምር ልዕሊ 30,000 ሽሕ ተሳተፍቲ ዘአንገደ እዩ ኔሩ። ነዚ ብዝሒ'ዚ ብፍላይ'ኳ ኑቶም ካብ ወጻኢ ሃገራትን ዞባታት ሃገርናን ናብ ሳዋ ዝወረዱ ተሳተፍቲ ብመጎዓዝያ፡ ምግብና፡ መደቀሲ፡ ሓፈሻዊ ጽሬትን ምምሕዳራዊ ኣገልግሎታትን ንምውዳድ ዘድሊ ምድላዋት ንምግማቱ ዘጸግም ኣይኮነን። ኮሚቴ ሎጂስቲክ ድማ፡ ዘድሊ ምድላዋት ብምግባር፡ ንመጓዓዝያ ብዝምልከት ምስ ኩባንያ መጓዓዝያ ሓራት፡ ንመደቀሲ ብዝምልከት ምስ ማእከል ትምህርትን ስልጠናን ሳዋ፡ ንምግብና ብዝምልከት ምስ ብሕታዊያን ወሃብቲ ኣገልግሎትን ሳዋን ብምውህሃድ፡ ነጋድያን ፌስቲቫል፡ ምቹእን ስሉጥን ኣገልግሎት ንኽረኽቡ ልዑል ጻዕሪ ኣካይዱ። ምስ ሎጂስቲካዊ ቀረባት፡ ዕድጊ ንብረትን ሃለኽትን ብዝተኣሳሰር፡ 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ካልእ ጎድናዊ ረብሓታት'ውን ነይርዎ እዩ። ንብሕታዊያን ወሃብቲ ኣገልግሎት ተወሳኺ ዕድል ስራሕ ከፊቱ፡ ኣቦ'ቲ ከባቢ ኣብ ዝርከባ ንኣሽቱ ከተማታት ንዝርከቡ ነበርቲ ግዚያዊ ዕድላት ሽቕለት ፈጢሩ። ምስ ዕድጊ ቀረባትን ሃለኽትን ብዝተኣሳሰር ንግዳዊ ምንቅስቓሳት ክካየድ ባይታ ፈጢሩ እዩ። እቲ ፌስቲቫል ብሽምቲ ዝተወጠኖ ንኽሰላሰል፡ ኣበርክቶ ሰገን ኮንስትራክሽን ኣብ ምጽጋን ጽርግያታት፡ ማእከል ህዝባዊ ተክኒክ ኣብ ቀረብ ማይን ኤለክትሪክን ዓይኒ ምድርን መጎዓዝያን፡ ብዘይካ'ዚ ሚኒስትሪ ቱሪዝም፡ ሚኒስትሪ ጥዕና፡ ሚኒስትሪ ዜናን ኣበርክቶኦም ዕዙዝ ነይሩ።

ንምዕዋት እቲ ፌስቲቫል ብምምሕዳር ዞባታት ዝተገብረ ደገፍ ድማ ዓቢ ተራ'ዩ ነይርዎ።

5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት፡ ካብ 13-15 ሓምለ ብልዑል ሃገራዊ ወንን መንፈስን፡ ሓድነትን ምትሕቝቛፍን ድሕሪ ምጽንባሉ ብ15 ሓምለ ድሕሪ ቀትሪ ብውዕውዕ ኣገባብ ተዛዚሙ።

ጸሓፊ ህግደፍ ኣቶ ኣልኣሚን መሓመድስዒድ ኣቦ'ቲ ናይ መዛዘሚ ጽምብል ተረኺቡ ኣብ ዘስምዖ ቃል፡ ኣብ ፌስቲቫል መንእሰያት ኣዝዩ ዘሐብንን ዘቕስንን ንጥፈታት ከም ዝተራእየ ብምጥቃስ፡ መንእሰይ ኣብ ብረታዊ ቃልሲ ይኹን ኣብ'ዚ ሎሚ እዋን እቲ ተኣምር ዝሰርሐ ቀጻሊ ሕብረተሰብ ምዃኑ ገሊጹ። ኣቶ ኣልኣሚን ብምቕጻል ንመንእሰያት ኣብ ዝመሓላለፎ መልእኽቲ፡ "ኢያታትኩምን ኣቦታትኩምን ኣዝዩ ዓቢ ተኣምር እዮም ፈጺሞም፡ ንስኻትኩም'ውን ኣብ ልምዓትን ልዑላውነትን ዝጽበየኩም ዘሎ ዕማም ዓቢ እዩ" ክብል ኣዘኻኺሩ። ኣቦ'ቲ ኢጋጣሚ ዝተፈላለዩ ስኡ-ጥበባዊ ምርኢታት ክቐርቡ ከለው፡ ኣብ ዝተፈላለየ ንጥፈታት ብውህሉል ነጥቢ ዝተዓወታ ዞባታት ድማ ሽልማት ተዓዲለን። በዚ መሰረት፡ ኣብ ትምህርታዊ ንጥፈታት ዞባ ዓንሰባ፡ ብባህላውን ዘመናውን ስፖርት ዞባ ማእከል፡ ብያታውን ዘመናውን ባህሊ- ዞባ ደቡብ፡ ንብለል 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ኤርትራ ድማ ዞባ ማእከል ብምዃን ዝተዳለወለን ሽልማት ካብ ኢድ ጸሓፊ ህግደፍ ኣቶ ኣልኣሚን መሓመድስዒድ ክቕበላ ኸለዋ፡ ኣብ ዝተፈላለየ ስፖርታዊ ውድድራት ዝተዓወታ ጋንታታትን፡ ኑቲ ፌስቲቫል ኣብ ምድማቕ ኣበርክቶ ዝገበራ ጉጅለታት ባህልን ሽልማትን ወረቐት ምስክርን ተቐቢለን።

5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ብተሳትፎን ኣበርክቶን ውልቀ-ሰባት፡ መንግስታዊያንን ብሕታውያንን ትካላት'ዩ ብዓወት ክዛዘም በቒዑ። ገሊኦ ብኽእለቱ፡ ገሊኡ ብጥበቡ፡ ገሊኡ ብንብረቱ፡ ገሊኡ ብገንዘቡ፡ ኮታ ኩሉ በብዓቕሙ ንድምቀት እቲ ጽምብል ስለዝተዓጥቀ፡ ንተሳተፍቱ ዘዕገበን ንወደብቱ ዘሐበነን ፌስቲቫል ነይሩ። በዚ መሰረት ድማ ንዝገበረልካ ወይ ግበረሉ ወይ ንገረሉ ከም ዝበሃል ኮሚቴ 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ንኹሎም እቲ ፌስቲቫል ብዓወት ንኽዛዘም ኣበርክቶ ዝገበሩ ውልቀ-ሰባትን ትካላትን ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ኣብ ዝተረኽበሉ ኢጋጣሚ ብ18 ሓምለ ኣብ ኣዳራሽ ምምሕዳር ዞባ ማእከል ናይ ድራር እንግዶት ዓዲሙ።

ኣቦ'ቲ ኢጋጣሚ ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ኣብ ዘስምዖ ሓጺር ቃል፡ እቲ ፌስቲቫል ንመንእሰያት ጥራይ ዘይኮነ ንኹሉ ህዝቢ ሕልናኡ ዘዕገበ ምንባሩ ብምጥቃስ ንኣበርክቶ መንእሰያት ካብ ውሽጥን ካብ ወጻእን ንኢዱ። ንሱ ብምቕጻል፡ ኣውዳድባ ፌስቲቫል መንእሰያት ኣብ ቀጻሊ ካብ'ዚ ዝዓቢ ክግበር ከም ዝክኣል መልእኽቲ ኣመሓላሊፉ ኣሎ ድሕሪ ምባል፡ "ዝመጽእ ዓመት ብዝበዝሐ ተሳታፍነት መንእሰያት ክንራኸብ ተስፋ እገብር" ብምባል መደረኡ ዛዚሙ።

ኣቦ-መንበር ሃማመተኤ ብጻይ ሱልጣን ስዒድ ብወገኑ፡ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ብምዕሩግ ኣገባብ ንኽዛዘም ንዘጽዓሩ፡ ኣብ ዝተፈላለዩ ኮሚቴታት ንዝተሳተፉ፡ ካብ ውሽጥን ካብ ደገን ንዝመጹ መንእሰያት፡ ዝተፈላለያ ሚኒስትሪታትን ትካላትን ኣመስጊኑ። ኣቦ'ቲ ናይ ድራር እንግዶት፡ ኣበርክቶ ንዝገበሩ ካብ ውሽጥን ወጻእን ዝመጹ መንእሰያት ትካላት መንግስትን ብሕትን ከምኡ'ውን ካብ ወጻኢ ተዓዲመን ንፌስቲቫልና ዘድመቃ ጉጅለታት ባህሊ ምስክር ወረቐትን ታርጌታን ተዓዲሉ።

***

# ተምሳጥ ጻዕርን ስራሕን ዝገደፈ ዑደት መንእሰያት ናብ ንኡስ ዞባ ከርከበት

ኣከባቢ ነፍሲወከፍ ወለዶ ካብ'ቲ ቅድሚኡ ዝነበረ ወለዶ ብዕዳ ዝርከቦ ጺጋ እዩ። ስለዝኾነ ኸኣ ነፍሲወከፍ ወለዶ ጺጋታት ኣከባቢ ብርትዓዊ ኣገባብ እናተጠቐመ ብዘይ ገለ ዕንወት ኣማዕቢሉን ዓቂቡን ናብ ዝቕጽል ወለዶ ምትሕልላፍ ግዴታዊ ሓላፍነቱ እዩ። ኣከባቢ ንሂወታውያን ዘለዎ ቀጥታዊ ኣገዳስነትን ጽልዋን ኣዝዩ ልዑል ምዃኑ ኩሉ ዝግንዘቦ ሓቂ እዩ። እንምገቦ መግቢ፡ እንሰትዮ ማይ፡ እነስተንፍሶ ኣየር፡ እነጽልሉ ኣባይቲ፡ እንፍወሰሉ መድሃኒት፡ ኮታ ነፍሲወከፍ መዓልታዊ ንጥፈታትና ምስ ከባቢ ተኣሳሲሩ ዝኸይድ እዩ። ሂወትናን ምንባርናን ብቐጥታ ኣብ ከባቢ ዝምርኮስ እዩ። ዕንወት፡ ብኸላን ምምዝባልን ኣከባቢ እንምበኣር ንሂወትካን ምንባርካን ምምዝባልን፡ ባዕልኻ ኣብ ሓደጋ ምውዳቕን እዩ። ምዕቃብ፡ ምልማዕን ምክንኻንን ኣከባቢን ትሕዝትኡን ድማ ሓደ ካብ ልምዓታዊ ስትራተጂ መንግስቲ ኤርትራ እዩ።

ሃማመተኤ መንእሰያት ኣብ ኣከባቢ ዘለዎም ንቕሓት ክዓቢን ኣብ ምዕቃቡን ምክንኻኑን ግቡእ ኣበርክቶኦም ንኽገብሩን ካብ ነዊሕ ኣትሒዙ ክሰርሓሉ ጸኒሑ እዩ። በዚ መሰረት ኣብ ኣብያተ-ትምርቲ ይኹን ካልኦት ውዳበታት ክለባት ኣከባቢ ብምቛም፡ መንእሰያት ብዛዕባ ኣከባቢ ዘለዎም ኣፍልጦን ግንዛቤን ንምዕባይ ሰፊሕ ናይ ጎስጓስ መደባት ኣካይዱን የካይድ ኣሎን። ማእቶታዊ ንጥፈታት፡ ማሕበር ብቐጻሊ ካብ ዘካይዶም ንጥፈታት ኮይኑ ምትካልን ምክንኻንን ፈልሲ ገረብ ኣብ መቓብር ሓርበኛታት፡ ኣብ ኣብያተ-ትምህርቲ፡ ጎደናታት ወዘተ ብቐጻሊ ይካየዱ። ኣብ ነፍሲ ወከፍ ክልተ ዓመት ኣብ ዝቃናዕ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ተሳተፍቲ ንጥፈታት ምግራብ ዝካይድሉ መደባት ብምስራዕ፡ ፈልሲ ገረብ ከም ዝተኸሉ ክግበር ጸኒሑ።

ኣብ 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ኣስታት 5000 ፈልሲ ኣብ ንኡስ ዞባ



ከርከበት ብመንእሰያት ምትካሉ ናይ ቀረባ ኣብነት'ዩ። ብዘይካ እዚ ማሕበር፡ መንእሰያት ማይን ሓመድን ንምዕቃብ ኣብ ዝካየድ ስርሓት ኣበርክቶኦም ንምሕያል ብመንገዲ ማእቶት ኣብ ንጥፈታት ምዝላይ ከም ዝሳተፉ ክገብር ጸኒሑ። ካብ'ዚ ብተወሳኺ ማሕበር፡ ባህርያዊ ጋዝ ንምትእትታው ኣብ






ውሱን ከባቢ ኣብ ፈተነ ይርከብ። ኣብ ጎልጅ፡ ተሰነይ፡ ሃይኮታን፡ ፎርቶ ሳዋን፡ ተምሪ ሙሳ ብኸመይ ናብ መግቢ እንስሳ ብምልዋጥ ኂሶት መንእሰያት ይረብሑሉ ኣብ መጽናዕቲ ይርከብ። ብኻልእ ወገን ማሕበር፡ መንእሰያት ብዛዕባ ኣከባቢ ዘለዎም መረዳእታ ንምንጽብራቕ ካብ "ብከላ ነጻ ዓለም" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ካብ መላእ ሃገር ዝመጹ ልዕሊ 800 መንእሰያት ኣስታት 7 ኪ.ሜ ዝንውሓቱ ቅብኣ ብምድላው፡ ኣብ መዝገብ ክብረ ወሰን ዓለም ከም ዝሰፍር ገይሮም። ኣከባብን ጥዕናን ዘለዎም ምትእስሳር ብምግንዛብ'ውን መንእሰያት ኣብ ኣገባብያዊ ጽሬት ብቐጻሊ ክሳተፉ ጸኒሖም።

ሓደ ካብ ቀንዲ ዕላማታት 5ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ንኣበርክቶ መንእሰያት ኣብ ኩሉ መዳያት ንምድናቕን ኣፍልጦ ንምሃብን እዩ ነይሩ። ኤርትራውያን መንእሰያት ኣብ ዝሓለፈ 20 ዓመታት ኣብ ኩሉ ዓውድታት፡ ሃገር ብኸሉንተናኣ ብኽልተ እግራ ደው ኢላ ንኽትረግጽ፡ መዳርግቲ ዘይርከቦ ኣበርክቶ ክገብሩ ጸኒሖምን ኣለውን። ኣብ ንኡስ ዞባ ከርከበት ብመንእሰያት ኣባላት ሃገራዊ ኣገልግሎት ዝኣካየድ ዘሎ ልምዓታዊ ስራሕ ድማ ኣካልን መቐጸልታን ናይ'ዚ ኣበርክቶ'ዩ።

ከም መቐጸልታ ናይ'ቲ ኣበርክቶ መንእሰያት ንምድናቕን ኣፍልጦ ንምሃብን ክካየዱ ዝጸንሑ ንጥፈታት፡ ሃማመተኤ ካብ ኩለን ዞባታት ዝተዋጽኡ 738 መንእሰያት፡ ካብ 22 ክሳብ 30 ነሓሰ 2012 ኣብ ንኡስ ዞባ ከርከበት ኣብ ዝካየድ ዘሎ ልምዓታዊ ስርሓት ዑደት ዘካይደሉ መደብ ወዲቡ። መሰረታዊ ዕላማ እቲ ዑደት፡ ኣብ'ቲ ከባቢ ኣብ ንጡፍ ስራሕ ንዘለዉ ኣባላት ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ንምትብባዕ፡ ንምድናቕን ኣፍልጦ ንምሃብን ከምኡ'ውን ተሞክሮታት ንምልውዋጥን ናይ ምግራብ ማእቶት ምኽያድን ዝሓዘለ ምኳኑ፡ ካብ ኣወሃሃድቲ እቲ መደብ ዝተረኸበ ሓበሬታ የረድእ።

ነዚ ሓሳብ ንምትግባር፡ ምውህሃድ መሻርኽቲ ኣካላት ኣገዳሲ ስለ ዝነበረ፡ ኣብ መንጎ ህዝባዊ ኣገልግሎት ቴክኒክ ዞባ ጋሽ ባርካ፡ ምምሕዳር ንኡስ ዞባ ከርከበት፡ ኣብ'ቲ ከባቢ ዘለዋ ትካላት መንግስትን፡ ኩባንያ ህንጻ ቀይሕባሕሪን ሃማመተኤን ሓበራዊ መረዳእታ ብምህናጽ ናይ ስራሕ ምክፍፋል ተገይሩ። ምምሕዳር ንኡስዞባ ከርከበት ምስ ማሕበር ብምውህሃድ ንመነባብሮ ዝምልከት ቀረባት ድልው ገይሩ። ማእከል ህዝባዊ ኣገልግሎት ቴክኒክ ምስ ሕርሻ ኣፍ ሂምቦል ብምውህሃድ ንፈልሲ ዝኸውን ጎዳጉዲ ኩዒቱ፡ ዝትከል ፈልሲ ቀሪቡ፡ ንዝተተኽለ ፈልሲ ዝኸውን ማይ ድልው ገይሩ ። ሃማመተኤ ካብ ኩሉ ቀጸላታት ውዳበን ካብ ኩለን ዞባታት ሃገርናን ዝተዋጽኡ መንእሰያት ናብ'ቲ ናይ ልምዓት ተኣምር ዝካየደሉ ዘሎ ቦታ ኣበጊሱ። ነፍሲ ወከፍ ዞባ 110 መንእሰያት ብምውካል ድማ ብጠቕላላ 738 መንእሰያት ንሓደ ሰሙን ዝኣክል ግዜ ብሓባር ንሓደ ዕላማን መንፈስን ምስቶም ጀጋኑ ልምዓት ብጾቶም ቀንዮም። ምቕናዮም ግና ናይ ዕላልን ወኻዕካዕን ጥራይ ኣይነበረን። ቅንያቶም ናይ ተምሳጥን ኣድናቖትን ናይ ምልውዋጥ ተመክሮን ማእቶትን ከይኑ እዩ ሓሊፉ ።



ኣብ ንኡስ ዞባ ከርከበት እግሩ ዘንበረ መንእሰይ፣ ኣብ ሂወቱ ዘይርሳዕ ተዘክሮ ገዲፉ ኣሎ። ነፍሲ ወከፍ መንእሰይ ኣስታት 20 ፈልሲ ገረብ ክተክል ብዝወጸ መደብ መሰረት ብጠቕላላ ኣብ ውሽጢ ሓደ ሰሙን 15,540 ፈልስታት ክትትከል ክኢሉ። እዚ፣ ነዞም ኣብ'ዚ መደብ ዝተሳተፉ መንእሰያት ፍሉይ ጦብላሕታ ክህልዎ እዩ። እዚ ፈልስታት ጸዲቖ ምስ ዓበየ ኣብ ምዕቃብ ኣከባቢ ዝህልዎ ተራን ነቲ ከባቢ ዝህቦ ግርማን ምስ'ቲ ኣብ'ቲ ቦታ ዝሰላሰል ዘሎ ልምዓትዊ መደባት ተደማሚሩ ንዝህሉ ግሩም ትርኢት ብዓይኒ ሕልናኻ ምስ እትስእሎ፣ ንተሳትፎን ኣበርክቶን እዞም መንእሰያት ሓበን ክኸውን እዩ።

እዞም ካብ መላእ ሃገር ተዋጺኦም ኣብ'ዚ ቦታ ዑደት ዘካየዱ መንእሰያት፣ ተመስጥኦምን ኣድናቖቶምን ብዛዕባ እቲ ዝተዓዘብዎ ስራሕ ደረት ኣይነበሮን። ኣብ'ቲ ስራሕ ዝሳተፉ ዘለው ኣባላት ንወረን ሕሜታን፣ ንዕላልን ወኻዕታን ዝጠፍእ ግዜ የብሎምን። ኣእምሮኦም፣ ጉልበቶምን ህዋሳቶምን፣ ስራሕ ስራሕ ዝጨኑ ምኳኑ ብዓይኖም መስኪሮም እዮም። እዞም ኣብ'ዚ ስራሕ ዘለው ኣባላት መንፈሶምን ሕልንኦም ንለውጢ ዝዓለመ ብምኳኑ ተበግሶኦም ተወፋይነቶምን ጻዕሮምን መዳርግቲ የብሉን።

ሓደ ካብ'ቲ መበገሲ ዕላማ እዚ ናይ ዑደት መደብ ድማ እዚ ናይ ስራሕን ጻዕርን ተጻዋርነትን ተወፋይነትን ግብራዊ ተሞክሮ ናብ መንእሰያት ምስግጋር እዩ። ብርግጽ ካኣ መርኣያ ናይ'ዚ ተምሳጥን ኣድናቖትን፣ እዞም ዑደት ዘካየዱ መንእሰያት ንውዕሎ እዞም ጀጋኑ ልምዓት ብስነ-ጥበባዊ ስራሖም ማለት ብግጥምን ደርፍን ካልእ ባህላዊ ምርኢትን ክገልጽዎ ግዜ ኣይወሰደሎምን። ናይ ዕላል መጋርያ ብምእንጋድ ድማ ኩሉ ጦብላሕታኦምን ትዕዝብቶምን ስነ ጥበባዊ ስርሓቶም ብምድላው ብሓባር ኣዋጊያም። ከም መርኣያ ኣድናቖቶም ድማ ንጺጋታት ዝመጽዎ ዞባ ዘንጸባርቕ ህያባት ነቶም ናይ ልምዓት ልኡኻት ኣበርኪቶም።

ብዘይካ'ዚ ተሳተፍቲ'ዚ ዑደት ብዛዕባ'ቲ ከባቢ ዘድሊ ሓበሬታ ንምርካብ ብዓበይቲ ዓዲን መራሕቲ ሃይማኖትን ብዛዕባ ታሪኻዊ ድሕረ ባይታ እቲ ንኡስ ዞባ ዝምልከት መግለጺ ተዋሂብዎም። ብዛዕባ ኣብ'ቲ ከባቢ ዝሰላሰሉ ዘለው ዝተፈላለዩ ልምዓታዊ መደባት'ውን ሓበሬታ ረኺቦም። ኣብ'ቲ ከባቢ ኣብ እትርከብ ከተማ ኣማላዪት ብምኻድ ካኣ ማእቶታዊ ንጥፈታት ኣካይዶም።

ኣብ መደምደምታ እዚ ብሃማመተኤን መሻርኽቲ ኣካላትን ተወዲቡ ናብ ንኡስ ዞባ ከርከበት ዝተኻየደ ዑደት ንዝተቐመጠሉ ዕላማታት ክጭብጥ ብምኽኣሉ ብኹሉ መዐቀኒታት ዕዉት ነሩ። መልእኽቲ'ዚ መደብ ግና ኪንዮ እዚ ዑደት ዝቕጽል እዩ። ኤርትራውያን መንእሰያት ኣብ ዝሃለና ሃሊና "ሃገረይ እንታይ ገይራትለይ ዘይኮነ፣ ንሃገረይ እንታይ ገይረላ" ብዝብል መንፈስ ክንምራሕ ደጋጊሙ ዘዘኻኽረና እዩ። ብናይ ሓባር ስራሕ ናይ ሓባር መጻኢ ክንውንን ድማ መኹተና ኣወሃሂድና ኣበርክቶና ከነዕዝዝ፣ ካብ'ዚ ዑደት ቀሲምናዩ ዝተመለስና መልእኽቲ እዩ።



# ሕብረተሰብ መንእሰይ

# ፍቕሪ ሓንቲ እንተገበርናያ ከመይ!!?

*ሚካኤል ብርሃን*

መብዛሕትና መቾም ነዛ ኣርእስቲ ምስ ረኣና ፍቕሪ ደኣ ካብ መዓስ'ያ ክልተ ወይ ዓሰርተ ዝኾነት!? ኢልና ንኸውን ኢና። ብርግጽ እታ ፍቕሪ ሓንቲ'ያ። ኮይኑ ግን ካብ ወሃቢ ናብ ወሃቢ፡ ካብ ኩነታት ናብ ኩነታት ብዙሕ ፍልልይ ኢኻ ትርእየላ። ብኑብስና እንዶ ንርኣያ። ንዓርክና ወይ ምሓዛና ንሓውና፡ ጎረቤትና፡ ንወላድና፡ ከምኡ'ውን ንወላዲና እነርእያ ፍቕሪ ሓደዶ ንብላ? ኣይኮነት…ን!! ምኽንያቱ ንርኣንዶ ሓደ ዓርክኻ ዝነበረ ብገለ ጉዳይ ምሳኻ ምስ ዝሰሓሓብ እሞ ዘይምስምማዕካ ንንውሕ ዝበለ ግዜ ምስ ዝጸንሕ እቲ ዝነበረካ ምትሕልላይ እናጎደለን እናተረሓሓቕካን ኢኻ ትኸይድ። ጎረቤትካ እሞ ኸኣ..! ዋላ'ውን ብኣዝዩ ቀሊል ጉዳይ ተኾራረ እዚ ኹሉ ኣብ ቤት ሓድሕድካ እቲው ውጽኢ ክትብሎ ትውዕል ዝነበርካ ብሓደ መዓልቲ ይጠፍእ። ክንዲ ይቕረ ምብህሃል ድማ ክልቴኻ ናይ ትዕቢት መንፈስ ወሪሩካ እቲ ሓደ ገለ እናገበረ ዓቕሙን ኣብ ልዕሌኻ ዘለዎ ጸብለልታን ከርኢ፡ ክፍትን ከሎ ንስኻ ድማ ካብኡ ከምዘትይሓምቕን ኣብኡ ከም ዘይትምርኮስን ኩተርኢ ፍቕሪ ጠፊኡ ህልኽ ይዕብልል። በዚ ከየቋረጸ ምስጢር ሓድሕድካን ኣሕሊፉሉ ዝበልካዮ ነገራትን ነንዝመጸ ይቐርበኒ'ዩ ዝበልካዮ ምዝራው ይኸውን። እዋእ!! እሞ እቲ ዝነበረ ፍቕሪ ደኣ ናበይ ከይዱ? ተወዲኡ? ከመይ ኢሉ? ፍቕሪዶ ይውዳእ እዩ? ኣሃ…….! እሞ እዚኣ እታ ሓንቲ ዓይነት ፍቕሪ'ያ። ኣየነይቲ? እንድዒ። እስከ ገለ ካልእ ዓይነትከ ንፈትሽ።

ብኣንጻር እዚ ክንጠቕሶ ዝጸናሕና ድማ ሓደ ወላዲ ንውሉዱ ዝልግሶ ፍቕሪ መወዳእታ ዘይብሉ ኮይኑ ትረኽቦ። ብዙሓት ወለዲ ሓደ ወይ ሓንቲ ካብ ደቆም ቀይዲ በተኽ ምስ ዝኾኖም እሞ መኺሮም'ውን ምስ ዘየስምዕዎ ተስፋ ቖሪጾም ባዕሉ ይፈልጥ ክብሉ ኣይትርእን። ብዙሓት ዓበይቲ ምኽሮ ምኽሮ እንተ ኣብዩ ግን መከራ ይምከሮ ኢሎም ይምስሉ'ዮም። ኮይኑ ግን ኣብ ወሉዶም ምስ በጽሐ ብኡ ከየቋረጹ እንተስ ሳኽራም ኮይኑ ካብ ዘለዎ ክኣርዩ፡ እንተስ ሰራቒ ወይ መዕገርገሪ ኮይኑ ካብ ዝተኣስሮ ወይ ዝትዓቕበሉ ቦታ ክደልይዎ ወይ ክደልይዋ ትዕዘብ። ሳሕቲ'ውን ሕማቕ



ተግባራቱ እናፈለጡ ኣይገብርንዩ ወይ ኣይትገብርን'ያ ኢሎም ክንዲ ብጹሕ ውሉዶም ክምሕሉን ክሓልፉን ትዕዘብ። እዚ ዓይነት ፍቕሪ'ኸ ድኣ እንታይ'ዩ? ከምታ ሓንቲ። ኣየነይቲ ሓንቲ? ዕንድዒ….! ሕጂ'ውን ካልእ እንተሃልዩ' ስከ ንርአ።

ብኻልእ ወገን ምስ እንርኢ ድማ ሰባት ካብ መቕርብ መን ይቐርብ ብዝብል ኣምር ተመሪሖም ኣብ ክልተ ብሓደ ዓይኒ ዝጥምትዎም ቀረብቶም ዘይምዕሩይ ዝምድና ትዕዘበሎም።

ኣብ'ዚ ከም ኣብነት ናይ ሓደ ብቐረባ ዝፈልጦ ሰብ ታሪኽ ንትዓዙብ። እቲ ሰብ ነዊሕን ዝተሓላለኸን ዓይነት ስድራቤታዊ ምስጢራት ዓቚቡ፡ ኣብ ጉዕዞ ህይወት ንበይኑ ክጉዓዝ ድሕሪ ምጽናሕ፡ ሓንቲ መጓዕዝቲ ህይወት ትኾነኒ'ያ ዝበላ ጎርዞ ይረክብ። እዛ ሰብ ኣብ መጀመርታ ብኹለንትንኣ ፈቃር፡ ምስጢራቱን ጸገማቱን ሰሚዓ መካፍልቲ ጸገሙን ምስጢሩ ትዕቅብ ወረጃን እያ ነይራ። ንሱ'ውን ብወገኑ እቲ ኣሎ ዝብሎ ፍቕሪ፡ ምክንኻንን ኣኽብሮትን እናመገበ ቅድሚ ሕጂ ዝነበራ ገለ ገለ ጸገማት ተሓባቢሩ ኣብ ምፍታሕ ይተሓጋገዛ ነበረ። ድሕሪ ቁሩብ ግን እዛ ጎርዞ እንተስ መንያ እንተስ ካልእ ጠሚታ ብዝጠቅምን ዘይጠቅምን ካብ ሰዓታት ክሳብ መዓልታት ዝቕጽል ኩራን ዘይተደልየ ቀብጠርጠር ዝመልኦ ናይ ስዲ ቆልዓ ጠባይን ኩተርኢ ትጅምር። ካብ'ዚ ሓሊፉ ድማ ያኢ ንሱ ጓና ኮይኑ

ኑተን መቕርበይ ዝበለተን ኣሕዋታን መሓዙታን ኣኪባ እቲ ኣቐዲማ ወረጃ ዝተባህለትሉ ምዕቃብ ምስጢር ራሕራሓ እቲ ብወግዒ ዝተነግራን ይኹውን'ዩ ኢላ ዝጠርጠረቶን ንመማቕርቲ ዝኾንዋ ቃላት ብምሕዋስ ክትዝርዎ ትጀምር። ንሱ'ውን ብወገኑ ገለ ይሃስያ እዩ ዝበሎ ነገራት ፈይ ክብል ጀመረ። እዋ..እ!! ኣብዚ'ኸድኣ እንታይ ተረኺበ? እዚ ዓይነት ተርእዮ ኣብ ብዙሓት መጻምድቲ'ዩ ዘጋጥም። ገለ ካብ'ዞም ከምዚ ዘጋጠሞም ሰብ ሓዳር እንተኾይኖም እዚ ኩሉ መባልይቲ ኢና ዝተበሃሃልዎ ድኣ ኣበይ በልዩ? ፍቑራት እንተኾይኖም ድማ እዚ ኹሉ መብጽዓታት ናበይ ተረሲዑ? ኣሃ...!! እሞ እዚኣ ከምታ ትውዳእ ፍቕሪ እያ። እዋእ!! ፍቕሪዶ ትወዳእ'ያ? እንድዒ!። እሞ እንታይ ደኣ ክንብል?

ብዝኾነ እዚታት ብተደጋጋሚ ምስ ተዓዘብኩ እየ ፍቕሪ ዓይነታት ከምዘለውዋ ከስተብህል ዝጀመርኩ። ካብዚ ኩሉ ግን እታ ትሓይሽ ዝበልክዋ እታ ብወላዲ ንወልዱ ትምጦ ፍቕሪ እያ። ኩሉ ሰብ ከምቲ ወለዲ ገይሮም ንወሉዶም ዘፍቅርዎ እንተ ተፋቒሩ፡ ከምቲ ወለዲ ገይሮም ንወልዶም ክፉኡ ኩሉ ዝሓድጉን ብኡ ንኽጠፍእ ዘይኮነስ ዳግም ንኽትንስእ ዘተባብዕዎን እንተተደጋጊፍናን ሞራል እንተተወሃሂብናን እዛ ኣብ'ዛ ዓለም ንነብራ ሓጻር ግዜ ጥዕምቲን ጣዕሳ ዘይብላን ከም ትኸውን ርግጸኛ እየ። ነዛ ክብላ ዝጸናሕኩ መመላእታ ትኾናን ገለ ተምሳጥ ክተሕድረልና ትኽእል'ያ ዝበልክዋን እምበኣር ካብ'ዛ Touching & Inspiring Stories ትብል ምንጪ ጽሑፋት ዝረኸብክዋ፡ ብመልክዕ ዝርርብ ዝቐረበት ጽሑፍቲ ከካፍለኩም። እቲ ዝርርብ ኣብ ሞንጎ ርሳስን መደምሰስን'ዩ፡-

ርሳስ፡- ይቕሬታ

መደምሰስ፡- ንምንታይ? እንታይ'ዶ በዲልኪ ኢኺ?

ርሳስ፡- ይቕሬታ ምኽንያቱ ብሰንከይ ትህሰዪ ኣለኺ። ጌጋ ኣብ ዝፈጸምኩሉ ግዜ ንስኺ ኢኺ ንጌጋይ ትድምስስለይ። ንጌጋይ ኣብ እትድምስስሉ ግዜ ግን ገለ ክፋል ኣካልኪ ኢኺ ተጉድሊ። ኩሉ ግዜ ድማ እናደቓቕኪ ኢኺ ትኸዲ ዘለኺ።

መደምሰስ፡- ሓቂ'ዩ። ግን በዚ ሕማቕ ኣይስምዓኒን እዩ። ርኢኺ፡ ኣነኮ ንስኺ ኣብ ዝተጋገኽሉ ንኽሕግዘኪ እየ ተሰሪሐ። ዋላ'ውን ነዚ እናገበርኩ ሓደ መዓልቲ ንዘልኣለም ከም ዝውዳእን ብኻልእ ከም ትትክእንን ይፈልጥ እንተኾንኩ፡ ብዝገብሮ ዘለኹ ዕግብቲ እየ። ስለ'ዚ ብኣይ ኣይትሻቐሊ ሓዚንኪ ክርእየኪ ኣይደልን እየ።

እዛ ዝርርብ ኣብ መንጎ ርሳስን መደምሰስን ኣዚያ መሳጢት ኮይና'የ ረኺበያ። ኣብ'ዚ እቶም ስድራቤት ብመደምሰስ ክምሰሉ ከለዉ እቶም ደቆም ድማ ብርሳስ'ዮም ተመሲሎም። ወለዲ ንጌጋታት ደቆም ክድምስሱ ኩሉ ግዜ ምስተረኽቡ እዮም። ነዚ ንምግባር ብዙሕ ግዜ ነብሶም ይሃስዩን ይሸገሩን'ዮም። በዚ ድማ ካብ መዓልቲ ናብ መዓልቲ እናደቀቑ ማለት እናኣረጉ ክሳዕ እታ ዝሞቱላ ግዜ ይጽዕሩ። ወለዲ መወዳእትኡ ወዲ እንተወሊዶም ብበዓልቲ ቤቱ ጓል እንተወሊዶም ብበዓልቤታ ከምዝትትክኡ እናፈለጡ ክሳብ'ታ ዕለት ሞቶም ነቶም ፍቱዋቶም ዝኾኑ ውሉዶም ክሕግዙ ወትሩ ቁሩባትን ሕጉሳትን እዮም። ደቆም ሕማቕ ተሰሚዕዎም ክርእዩ ድማ ፍጹም ኣይደልዩን እዮም። ብርግጽ ኩላትና ንወለድና ከም ርሳስ ኮይንና ኣብ ነፍሲወከፍ ጌጋና እናኣሕቐቕናዮም ኢና ዓቢና፡ እቲ መወዳእታ ነትርፎ እንተሃልዩ ድማ ዝኸሪታቶም ጥራይ እዩ።

ስለዚ ኩልና በብወገንና ዋላኳ ነፍስና ንህሰ እንተዘይኮነ፡ ሕድገትን ገለ ቁሩብ መስዋእቲን እናኸፈልና ኣብ ሓድሕድና ዘሎ ፍቕሪ ሓንቲ ማለት ልክዕ ከምዛ ናይ ወለዲ ንደቆም ክንገብራ'ሞ ንፈትን ናይ ሓጺር ዘይኮነስ ሩፍታ ዝመልኦ ዘልኣለማዊ ዕግበት ክስመዓና'ዩ።



## ሕግን መንእሰይን

ብሚኪኤል ጺጋይ

# ዘይምርዕዋትከ ድሕነት ኣይደልዩን'ዶ?

ሓለቓ መርከብ ኰንካ ህዝብን ንብረትን ኣብ መርከብ ጽዒንካ እናተጓዓዝካ፡ ብምኽንያት ማዕበል ወይ ምስ ኩምራ በረድ ወይ ምስ ከውሒ ተራጺምካ ኣብ ከቢድ ሓደጋ ኣለኻ። ሳዕቤን ሓደጋ ንምንካይ እታ እንኮ መፍትሒ ጽዕነት ናይ'ታ መርከብ ምንካይ እዩ። ብዓይኒ ሰብኣውነት ክጥመት 'ከሎ ድማ ሰብ ንምድሓን ኣብ'ታ መርከብ ዝጸንሐ ክቡር ንብረት ብቐዳምነት ንባሕሪ ክድርበ ከም ዘለዎ ኣየካትዕን። ይኹን 'ምበር ኣብ'ታ መርከብ ዝነበረ ንብረት ብምሉኡ ንባሕሪ ምስ ተደርበየ'ውን እቲ ሓደጋ ኣይተወገደን። ኣብታ መርከብ ካብ ዝነበሩ ሰባት ክቕነሱ ግድን ኰይኑ። ገለ ሰባት ናብ'ቲ ባሕሪ ከይሰንደኻ ነቶም ዝተረፉ ሰባት ንምድሓን ዘይከኣል ኰይኑ። ኣብ መርከብካ ዝርከቡ ተሳፈርቲ ሰብኡት፡ ኣንስቲ፡ ህጻናት፡ ሽማግለታት እዮም። ብድሌቶም ናብ'ቲ ባሕሪ ዘሊሎም ዝውፈዩ ፍቓደኛታት ድማ እኹላት ኣይተረኸቡን። ከም ሓለቓ መርከብ መጠን ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ኩነታት እንታይ ዓይነት ምርጫ ምወሰድካ?

እዚ ኣብ ላዕሊ ዝተገልጸ ጸበባ፡ ብ1841 "ዊልያም ብሮዉን" ኣብ ዝተባህለት ናይ ኣመሪካ መርከብ ኣጋጢሙ ነይሩ። እታ መርከብ ኣብ ኣትላንቲካዊ ዉቅያኖስ ምስ በጽሐት ምስ ኩምራ በረድ (ኣይስበርግ) ስለዝተራጸመት ኣብ ሓደጋ ምጥሓል ነበረት።

ኣብ'ታ መርከብ 32 ገያሾ፡ 8 ሰራሕተኛታት መርከብን ሆልሙስ ዝተባህለ ሓለቓ ናይ'ታ መርከብን ነበሩ። ሆልሙስ ካብ'ታ መርከብ ሰባት ክቕንስ ግድን ምስ ኰኖ ካብ'ቶም ገያሾ ደቂ ተባዕትዮ ንባሕሪ ክድርበዩ ኣዘዘ። ብመሰረት ትእዛዙ ድማ 14 ደቂ ተባዕትዮ ንባሕሪ ተደርበዩ። ክልተ ካልኦት ግን ካብ'ቲ ምድርባይ ክተርፉ ኣዚዙ ነይሩ እዩ። ሆልሙስ ነዞም ክልተ ዝመሓሮም ኣንስቶም ኣብ'ታ መርከብ ስለዝነበራ እዩ። ተሓቢኦም ዝተረኽቡ ካልኦት ክልተ ዘይምርዕዋት ድማ ምስ ተታሕዙ ንጽባሒቱ ንባሕሪ ከም ዝድርበዩ ተገብረ።

ሆልሙስ እዚ ስጉምቲ'ዚ ድሕሪ ምውሳዱ እታ መርከብ ኣብ ሓደ መጸግዒ ክትበጽሕ ከኣለት። ኣብ'ታ መርከብ ዝተረፉ ገያሾን ሰራሕተኛታት ናይ'ታ መርከብን ድማ ድሓኑ።

ሆልሙስ ኣብ'ቲ ግዜ ጸባባ ዝወሰዶ ስጉምቲ ኣብ እዋኑ ዓቢ ሕጋዊ መካትዒ ኰይኑ ነበረ። በቶም ብትእዛዙ ናብ ባሕሪ ተደርብዮም ዝሞቱ ሰባት ብገበን ይሕተትዶ ኣይሕተትን? ነቲ ጉዳይ ሒዝዎ ዝነበረ ኣኽባር ሕጊ ንሆልሙስ ብዝኸበደ ደረጃ ቅትለት ኣይከሰሶን። ካብ ተሓታትነት ናይ ቅትለት ናጻ ክኸዉን የብሉን ብምባል ግን ብሳልሳይ ደረጃ ቅትለት (ዝተሓተ መቕጻዕቲ ዘስዕብ ደረጃ ቅትለት) ከሲስዎ። ብመሰረት እቲ ክሲ ድማ ኣብ ርእሲ'ቲ ቅድሚ ፍርዲ ተኣሲርዎ ዝነበረ 8 ኣዋርሕ፡ ናይ 6 ወርሒ ጉልበታዊ ዕዮ ክቕጻዕ ተፈርደ።

ነቲ ጉዳይ ዝፈረደ ዳኛ ኣብቲ ፍርዲ ከም ዝገለጾ፡ ሽሕኳ ምእንቲ ድሕነት ዝበዝሑ ሰባት ንዉሑዳት ሰባት ናብ ባሕሪ ክድርቢ እንተነበሮ፡ ነቶም ገያሾ ብምዕቃብ ንገለ ካብ ሰራሕተኛታት ናይ'ታ መርከብ ክዉፊ ነይርዎ። ነታ መርከብ ኣብ መዕረፊ ከብጽሕዋ ዝኽእሉ ኣድለይቲ ሰራሕተኛታት ብምትራፍ ማለት'ዩ። ድሕሪኡ ድማ ካብ'ቶም ገያሾ መን ንባሕሪ ከም ዝድርበ ዕጫ ከውድቕ ነይርዎ። ዕጭኡ ዝበጽሖ ድማ ንሞት ም'ተወፈየ። ብመሰረት'ዚ መግለጺ ድማ ኣንስቶም ምስኦም ንዝነበራ ደቂ ተባዕትዮ ንሒፍካ ኣንስቲ ንዘይነበሮም ናብ ባሕሪ ምድርባይ ዝብል ናይ ሆልሙስ ዉሳነ ቅኑዕ ኣይነበረን ማለት እዩ።

ነቲ ጉዳይ ኣመልኪቶም ክልተ ምሁራት ኣብ ዘካይድዎ ዘተ፡ ኣብ ሓደጋ መርከብ ንሰብኡት ወፊኻ ንደቀንስትዮን ንህጻናትን ናይ ድሕነት ቀዳምነት ክወሃብ'ውን ዝድግፍ ርእይቶ የልቦን ክብሉ ገሊጾም። ብርግጽ ካብ ክብሪ ወዲተባዕታይ ክብሪ ጓልኣንስተይቲ ከም ዝዓዝዝ ዘረድእ መርትዖ ኣይርከብን እዩ።

ታይታኒክ ብተመሳሳሊ ሓደጋ ኣብ ዝጠሓለትሉ እዋን ድሕነት ንመን ቀዳምነት ከም ዝተዋህበ ንዝክሮዶ?።

እዚ ኣብ መርከብ "ዊልያም ብሮዉን" ዘጋጠመ ፍጻመ፡ ብሕግታት ኤርትራ እንተዝርአኽ እንታይ ዉሳነታት ምተዋህበ። ብመጀመርታ እቲ ሆልሙስ ዝወሰዶ ዉሳነ ብመሰረቱ ክርአ እንከሎ ማለት ንዝበዝሑ ሰባት ንምድሓን መሰል ህይወት ገለ ሰባት ምጉዳእ ብመሰረት ገበናዊ ሕጊ ዓንቀጽ 71 ብገበን ኣየቕጽዕን እዩ። እዚ ማለት ሰባት ክልተ ወይ ካብ ክልተ ንላዕሊ ሕማቓት ምርጫታት ከጋጥሞም ከሎ ነቲ ዝኸፍአ ሳዕቤን ዘኸትል ሕማቕ ምርጫ ከይወሰዱ

ዝሓሸ ጉድኣት ንዘስዕብ ምርጫ እንተመሪጾም ብገበን ኣይቅጽዑን እዮም። ንኣብነት፦

- ኣብ ገዛኻ ዝተላዕለ ባርዕ ንምጥፋእ ናይ ጐረቤትካ ማዕጾ ሴርካ ብዉሽጢ ገዝኡ ምሕላፍ። ክልተ ሕማቕ ምርጫታት ኣጋጢሙ ኣሎ። ገዛኻ ክሓርር ስቕ ምባል ወይ ድማ ብዘይፍቓድ ጐረቤትካ ብገዝኡ ሓሊፍካ ጉድኣት ምንካይ።

- ብምኽንያት ሓደጋ ብርቱዕ መድመይቲ ዘጋጠሞ ሰብ ዝሓዘ መራሕ ተሽከርካሪት ኣብ ሰዓት ካብ 20 ኪሎሜተር ንላዕሊ ኣይትዘውር ዝብል ሕጊ ትራፊክ ኣብ ቅድሚኡ ኣሎ። ነቲ ሕጊ ክሕሉ እንተ'ኾይኑ እቲ ሒዝዎ ዘሎ ሰብ ክመውት እዩ። ስለዚ ነቲ ሕጊ ጥሒሱ ኣብ ሰዓት ዋላ ሚእቲ ኪሎሜተር እናተጓዕዘ ከድሕኖ ኣለዎ። ካልእ ሓደጋ ክፍጽም ግን የብሉን። ኣይቕጻዕን'ዩ ድማ።

- ኣብ በረኻ እናተጓዕዝካ ነብሪ ረኺቡካ። እቲ ነብሪ ክቐትለካ'ዩ ወይ ድማ ነቲ ነብሪ ክትቀትሎ ኣለካ። ነብሪ ምቕታል ድማ ኣብዚ እዋን'ዚ ገበን እዩ። ህይወት ስለዝዓቢ ግን ነቲ ነብሪ ምቕታል ዝሓሸ ኣማራጺ'ዩ።

ሓለቓ መርከብ ሆልሙስ'ውን ክልተ ሕማቓት ምርጫታት'ዩ ገጢምዎ። ንገለ ሰባት ናብ ባሕሪ ምድርባይ ወይ ድማ እታ መርከብ ንኹሎም ገያሾን ሰራሕተኛታት መርከብን ሒዛ ክትጥሕል ነይርዋ። ስለዚ ንገለ ሰባት ደርብዩ ንዝበዝሑ ብምድሓኑ ገበን ኣይፈጸመን። እንተ'ኾነ ነዮኖት ሰባት መሪጽካ ናብ ባሕሪ ትድርቢ ግን ምኽንያት ከተቕርበሉ ከቢድ እዩ። እቲ ዕጫ ምውዳቕ ድማ ዝበለጸ መፍትሒ እዩ። ብመንጽር'ዚ ክርኣ'ከሎ እቲ ፍጻመ ኣብ ኤርትራ ነይሩ እንተዝ'ኸውን'ውን እቲ ፍርዲ ተመሳሳሊ ምኾነ ነይሩ።

# ሕጸ ከም ቃል-ኪዳን ወይ መርዓ ጽኑዕ ኣይኮነን ደዩ?

ሕጸ ናብ መርዓ ንምብጻሕ ጉዕዞ ዝፍጸመሉ ጐደና እዩ። ሕጸ ውዕል ስለዝ'ኾነ ድማ ብሕጊ ተቐባልነት ዝርከብን ክጸንዕ ዝግባእን እዩ።

እንተ'ኾነ ሕጸ ጽኑዕ ንክ'ኸውን እቲ ናይ ምትሕጽጻይ ኣጋጣሚ ብዘየዋልውል መንገዲ ሕጸ ምዃኑ ክግለጽ ወይ ክምስከር ኣለዎ። ብዝተረፈ እቶም ብ"ዕርክነት" ብ"ፍቕሪ" ብ"ዙረት" ዝግለጹ ርክባት ከም ሕጸ ዝውሰዱ ኣይኮኑን። "ደቅና ምስ ዓበዩ ከነዋስቦም ኢና" ኢልካ ዝእቶ መብጽዓን ማሕላን'ውን ከም ሕጸ ኣይውሰድን'ዩ።

ብዙሓት ሰባት ሕጸ ማዕረ ቃል ኪዳን ክቡርን ጽኑዕን እዩ ዝብል ኣረዳድኣ ኣለዎም። እዚ ምናልባት ስነ-ምግባራዊ፡ ሃይማኖታዊ ወይ ድማ ባህላዊ መግለጺ ናይ ሕጸ ክኸውን ይኽእል። ብመሰረት ሕጊ ግን ሕጸ ማዕረ ቃል ኪዳን ኣይርኣን እዩ። ሕጸ፡ ሕጹያት ዝላለይሉ ናብ ዕንባባን ፍረን ምእንቲ ክበጽሑ ድማ ዝሕብሓብሉ ዝምድና'ዩ። ሕጹያት ከም ናይ ምርዕዋት ሕጋዊ ርክባትን ሓባራዊ ዋንነት ንብረትን የብሎምን። ሕጹያት ክሳብ ዘይተመርዓዉ ንብረቶም ኲነ ፋይናንሳዊ ኣታዊኦም ነናይ ውልቆም እዩ። ሓደ ወገን ነቲ ሕጸ ከፍርሶ ምስ ዝደሊ'ውን ክንድ'ቲ ኣብ ምርዕዋት ዝርአ ናይ ፍትሕ መስርሕ ከቢድ ኣይኮነን። ሓደ ወገን ብምርጭኡ ወይ ድማ በደል ብምፍጻሙ እቲ ሕጸ ኣብ ሓደጋ ምፍራስ እንተበጺሑ፡ ሕጸ ዘፍረሰ ወገን ነቲ ኣብ ሕጸ ዝወሰዶ ህያባት ክመልስ፡ ብምኽንያት ሕጸ ወይ ቆጸራ መርዓ ንዝተገብረ ወጻኢታት ድማ ክሕዊ ይግደድ።

መንእሰያት ኣብ ሕጸ'ከለዉ ሕጽይቲ ካብ ሕጹያ ጥንሲ እንተኣጋጢምዋ'ሞ እቲ ሕጸ ድማ ኣብ መርዓ ከይበጽሐ ምስ ዝፈርስ፡ እቲ ሕጹይ፡ ኣቦ ናይ'ቲ ቈልዓ ምዃኑ ክቕበልን ዓቕሚ እንተሃልይዎ ድማ ኣብ ምዕባይ ናይ'ቲ ህጻን ብቑጠባ ክሕግዛ እንተዘይኮይኑ፡ ካልእ ዝሕተቶ ነገር የልቦን። ምናልባት እታ ዝጠነሰት ወይ ዝወለደት ሕጽይቲ ዕድሚኣ ትሕቲ 18 ዓመት እንተ'ኾይኑ፡ ሕጹይ ቅድሚ መርዓ ምስ ትሕቲ ዕድመ ሲጋዊ ርክብ ብምፍጻሙ'ሞ ነቲ መርዓ ድማ ብምሕሳሙ፡ ተበዳሊት ብመንገዲ ስድራቤታ ኣብ ፖሊስ ጥርዓን ምስ ተቕርብ እቲ ወዲተባዕታይ ብገበን ካብ ኣዋርሕ ክሳብ ውሑድ ዓመታት ዝበጽሕ ማእሰርቲ ክቕጻዕ ይኽእል ይኸውን። ወይ ድማ ካብ መቕጻዕቲ ክድሕን ኢሉ ክምርዓዋ ክመርጽ ይኽእል። ዕድመ ሕጽይቲ 18 ዓመት ዝመልአ ወይ ልዕሊኡ እንተ'ኾይኑ ግን እዚ ዝተጠቕሰ ገበናዊ ተሓታትነት የለን። ስለ'ዚ ሕጽይቲ ቅድሚ መርዓ እትፍጽሞ ሲጋዊ ርክብ ንረብሓኣ ኣይከውንን'ዩ።

ሕጽይቲ ወይ ሕጹይ ገና ኣብ ሕጸ'ከለዉ ሓዲኦም ካብ'ቲ ሕጸ ወጻኢ ምስ ካልእ ኣንጻር ጾታ ሲጋዊ ርክብ ምስ ዝፍጽም ብሕጊ ብኸመይ ይርአ?

ካብ ምርዑዋት ሰብኣይን ሰበይትን ሓዲኦም ምስ ካልእ ኣንጻር ጾታ ሲጋዊ ርክብ ምስ ዝፍጽም ብዝሙት ከም ዝቕጻዕ ርዱእ እዩ። ሕጽይቲ ወይ ሕጹይ ግን ብዝሙት ኣይቕጽዑን እዮም። ምኽንያቱ ገበናዊ ሕግና ዝሙት ኣብ ምርዑዋት ምስ ዝፍጸም ጥራይ እዩ ዘቕጽዕ። ስለዚ ኣብ መንጎ ሕጹያት ናይ ዝሙት ክሲ ናብ ፖሊስ እንተቐረበ ፖሊስ ኣይቅበሎን ኢዩ። ሳዕቤን ኣብ ሕጹያት ዝርአ ዝሙት'ምበኣር ነቲ ሕጸ ከም ዝዓኑ ዝገብር ምዃኑ'ዩ።

ሕጽይቲ ወይ ሕጹይ ዝመስረትዎ ሕጸ ቅድሚ ምፍራሱ ሓዲኦም ምስ ካልእ እንተዝምርዓወክ መርዓ ኣብ ርእሲ መርዓ ወይ ድማ ቃል ኪዳን ኣብ ርእሲ ቃል ኪዳን ፈጺምኪ ወይ ፈጺምካ ተባሂሉ ብገበን ምተቐጽዐዶ? እዚ'ዉን መልሱ ልክዕ ከምቲ ናይ ዝሙት ኢዩ። ሕጹያት ኣብ ውዕል መርዓ ስለዘይበጽሑ ነቲ ምስ ካልእ ሰብ ዝፈጸምዎ መርዓ ከም ካልኣይ መርዓ ክንሓስቦ ኣይከኣልን ኢዩ። ካብ ሰብኣይን ሰበይትን ሓዲኦም ግቡእ ፍትሕ ከይተኻየደ ካልእ ውዕል መርዓ ምስ ዝፍጽም ግን ብገበን መርዓ ኣብ

ርእሲ መርዓ ከም ዝቕጻዕ ኣይዝንጋዕን።

ስለዚ ሕጸ እናሃለወ ካብ ሕጹያት ሓዲኦም ዝሙት ፈጺሙ ወይ ድማ ምስ ካልእ ተመርዕዩ ማለት ሳዕቤኑ ነቲ ሕጸ ኣፍሪስዎ ማለት ጥራይ ኢዩ። በዚ ድማ እቲ በዳሊ ነቲ ኣብ ሕጸ ዝወሰዶ ህያባት ክመልስ ኣብቲ ሕጸ ዝወጸኦ ርትዓዊ ክሳራ ድማ ክኸፍል ይግደድ ማለት ኢዩ። ስለዚ ናይ ሕጸን መርዓን ሕጋዊ ፍልልይ ከምዚ ኣብ ላዕሊ ዝተገልጸ ይኸውን።

ኣብዚ እዋን እዚ ሕጸ ከም ሓደ ማሕበራዊ ሕቶ ክርአ'ከሎ ከመይ ኣሎ? ኣብ ሕብረተሰብና ይዝውተር ኣሎዶ? ኣብ ኣዝዩ ሓጺር መዓልታት ዝምድና ተመስሪቱ ናብ መርዓ ምእታዉ ብዙሕ ግዜ ዘጋጥም ኲይኑ ኣሎ። ዕርክነት ወይ ፍቕሪ ጀሚርካ ናብ መርዓ ምስግጋር'ዉን ይርአ ኢዩ። ኣብ ከምዚ ኩነታት ተራ ሕጸ ኣብ መስርሕ መርዓ ከመይ ክኸውን ኢዩ? ብሓቂኸ ቅድሚ መርዓ ሕጸ ምግባር ከድልየና ድዩ? ብሕልፊ ኣብ ሓደ ሓደ ሕጹያት ዝግበር ከቢድ ወጻኢታት ኣብ ግምት ኣእቲኻ ሕጸ ክተርፍዶ ክቕጽል ኢዩ ዘለዎ? መንእሰያት ክሓስብሉን ክካትዕሉን ይግባእ።

# ብሕልንኡ ስለዝተጣዕሰ ድዩ ካብ ምዕማጽ ዘቛረጸ?

ሌ ባሮን ብፈተነ ዓመጽ ተኸሲሱ ገበነኛ ኲይኑ ስለዝተረኽበ ን15 ዓመት ማእሰርቲ ተፈሪዱ። ንሱ ይግባይኳ እንተብለ እቲ ይግባይ ሰማዒ ቤት ፍርዲ ነቲ ፍርዲ ኣጽዲቕዎ'ዩ።

ሱር ነገር ብሓጺሩ

መጋቢት 3 1965 ሰዓት 6፡55 ድሕሪ ቀትሪ፡ ጆዲያን ራንደን ዝተባህለት በዓልቲ ሓዳር ኣብ ሓደ ቦታ ጸኒሓ ንገዛኣ ትምለስ ነበረት። ኣብ ጥቓ ሓደ መንገዲ ባቡር ምስ በጽሐት ሓደ ሰብኣይ ብኣንጻራ መጺኡ ሓለፋ። እንተኾነ እቲ ሰብኣይ ንድሕሪት ተመሊሱ ተኸተላ'ሞ ብቕልጽማ ስሒቡ ነቲ ሒዛቶ ዝነበረት ቦርሳ ክትህቦ ሓተታ። ነቲ ቦርሳኣ ሂባቶ ክንሳ ግን ቀልጢፋ ክትስጉም ስለ ዝሓበራ ስሕብ ስሕብ ከተብል ጀመረት። ቦርስኣ ፈቲሹ ዝረኸበሉ ነገር ስለዘይነበረ ከም ብሓድሽ ብኢዳ ሓዚዋ እንተድኣ ኡይ ዘይበለት ክጉድኣ ከም ዘይኮነ ሓበራ። ንሳ ኣብ ልዕሊኣ ጉድኣት ከየውርድ ስለዝሰግኣት ናብቲ ዝመርሓ ቦታ ተኸተለቶ። ንርእሳ ኣድኒኑ ብምሓዝ ድማ ናብ ዝኾነ ነገር ከይትርኢ፡ ዝኾነ ነገር ከይትገብር ኣዘዛ። ክጉድኣ ከም ዘይኮነ ድማ ደጊሙ ኣረጋገጸላ። ናይ ባቡር ከሰል ዝኽዝኑሉ ኣጉዶ መሳሊ ስለዝነበረ ድማ ናብኡ ገጹ ወሰዳ። ናብቲ ኣጉዶ ምስ ቀረቡ ክስሕባ ጀመረ ብሓደ ኢዱ ንኣፋ ዓቢሱ በቲ ካልኣይ ኢዱ ድማ ኣብ መንኩባ ብምሓዝ ኡይ እንተኢላ ክቐትላ ምዃኑ ደጋጊሙ ኣጠንቀቓ።

ጆዲያን ራንደን ከም ትብሎ ካራ ከይህልዎ ስግኣት ነይርዋ። ናብቲ ናይ ከሰል ባቡር ኣጉዶ ከም ትኣቱ ብምግባር ድማ ኣብ መንደቕ ከም ትጽጋዕ ገበረ። ብኢዱ ተዓቢሱ ዝነበረ ኣፋ ክትኣሊ እናተቓለሰት'ከላ " ድሌተይ ተረዲኡኪ ይኸውን" ብምባል ስሪኡ ክፈትሕን ክዳና ከውጽእን ጀመረ። ጆዲያን ራንደን ድሕሪ ብዙሕ ጻዕሪ ንኢዱ ካብ ኣፋ ኣልያ ትንፋስ ክትረክብ ከኣለት። ኡይ ከም ዘይትብል ሓቢራ ድማ ጥንስቲ ምዃና ሓበረቶ። ስለዚ ድማ ኣብ ከብዳ ዘሎ ናጽላ ምእንቲ ከይጉዳእ ክሓድጋ ለመነቶ። ሽዑ ኩነታት ከብዳ ስለዘስተውዓለ ካብ ዉሽጢ ኣጉዶ ናብ ኣፍደገ ገጹ ሰሓባ። ኣብቲ ዝሓሸ ብርሃን ዘለዎ ቦታ ኲይኑ ድማ ኣብ ትሕቲ እቲ ደረብቶ ዝነበረት ጁባ ናይ ጥንሲ ክዳን ከም ዝነበራ ኣረጋገጸ። ሽዑ ከይትዉጭጭ ወይ ንፖሊስ ከይትሕብር፡ እንተዘይኮኑ ግን ክቐትላ ምዃኑ ብምንጋር ናብ ገዝኣ ክትከይድ ፈነዋ።

እዚ ጉዳይ'ዚ ኣብ እዋኑ ዓቢ ክርክርን ናይ ደያኑ ዝተፈላለየ ርእይቶን ኣኸተለ። እቲ ምንታይሲ ሓደ ሰብ ገበን ክፍጽም ሓሲቡ ንገበናዊ ተግባሩ ጀሚርዎ ከብቕዕ እንተድኣ ፖሊስ ይኹን ወይ ካልእ ሰብ ከይረኣዮ ብናቱ ነጻ ድሌትን ሕልናን ካብ ገበናዊ ተግባሩ ኣቛሪጹ፡ መቕጻዕቱ ክፋኹስ ወይ ድማ ብነጻ ክፋኖ ይግባእ ዝብል መትከል ሕጊ ኣሎ። ኣብዚ ዝተገልጸ ፍጻመ ግን ሌ ባሮን ብፈተነ ዓመጽ ተኸሲሱ 15 ዓመት ማእሰርቲ ተፈሪዱ። ይግባይ ኢሉ ዘምጽኦ ለውጢ ኣይነበረን። ስለምንታይ?

ብመሰረት ርእይቶ ደያኑ እታ ጓል ኣንስተይቲ ጥንስቲ እንተዘይትጸንሕ ካብቲ ዓመጽ ንድሕሪት ምተመልሰ ኢልካ ንምግማት ኣጸጋሚ ኢዩ። ብምኽንያት ጥንሲ ካብ ዓመጽ ምምላሱ፡ ብድሌቱ ማለት ምዕማጽ ሓጢኣት ኢዩ ወይ ድማ ነታ ጓል ኣንስተይቲ ኣብ ሓዳራን ኣብ ኣእምሮኣን ክፈጥረላ ዝኽእል ነወጺ ሓሲቡ ኣይኮነን ነቲ ዓመጽ ዘቛረጸ። ብዝተረፈ ግን ሌ ባሮን ንሱ ዝበላ እንተዘይፈጺማ ከም ዝቐትላ ኣፈራሪህዋ ኢዩ። ሰብ ናብ ዘይነበሮ ኣጉዶ ኣልዩ ኣብ መንደቕ ኣጸጊዕዋ'ዩ። "ድሌተይ ተረዲኡኪ ይህሉ" ብምባል ድማ ስሪሑ ፈቲሑ ንክዳውንታ ከወጽእ'ዉን ጀሚሩ። ፈተነ ዓመጽ ከም ዝተኻየደ ዘጠራጥር ኣይኮነን። እቲ ምጥዓስ ድማ ብውሽጣዊ ድርኺቱ ዘይኮነስ ብግዳማዊ ድርኺት ማለት ምስ ጆዲያን ራንደን ብዝጸንሐ ጥንሲ ኢዩ። ስለዚ ዝተዋህቦ መቕጻዕቲ ቅቡል ኢዩ።

ብመሰረት ገበናዊ ሕጊ ኤርትራ ሓደ ሰብ ገበን ክፍጽም ሓሲቡ ምስ ጀመሮ ብዘይ ናይ ካልኦት ሰባት ፍርሒ ብናቱ ጣዕሳ ካብ ተግባራቱ እንተኣቛሪጹ መቕጻዕቱ ክጉድለሉ ወይ ድማ ጣዕስኡ ብዓቢ ልቦና ዝተደረኸ እንተነይሩ ካብ መቕጻዕቲ ነጻ ክኸዉን ከም ዝኽእል ገበናዊ ሕጊ ዓንቀጽ 28 ይሕብረና።

# ግርጭትን ኣፈታትሓኡን ግርጭትን ህይወተይን

ዮሴፍ ሰሎሞን

ኣብ መጽሔት መንእሰይ ቍጽሪ 34፡ ግርጭትን ስኒትን ብዝብል ኣርእስቲ፡ ግርጭት ኣብ ኩሉ ዓውዲ ሂወትና ከም ዘሎ፡ ንግርጭት ከለውገዶ ከም ዘይንኽእልን ግርጭት ብጸይናን መናብርትና ምኳኑን ተጠቒሱ ነይሩ። ብተወሳኺ፡ ፍቑራት/መጻምድቲ፡ ኣብ ሞንጎኦም ንዘሎ ግርጭት ተቐቢሎምን ቡቲ ዝፍጠር ግርጭት ከይተሰናበዱን፡ ስኒት ክፈጥሩሉ ዝኽእሎም ነጥብታት እውን ተዘርዚሩ ነይሩ።

ኣብ መዛዘሚ ናይ'ቲ ጽሑፍ ድማ፡ ኣብ ሞንጎ ፍቑራት/ሰብ-ሓዳር፡ ፍቕርን ግርጭትን መስፈር ምኳኖም፡ ሓዳር ግን ሕዳር ከም ዘይኮነ፡ ሓዳር ኵናት ከም ዘይኮነ፡ ንሓዳሩ/ንሓዳራ ዘሰንፆ ግርጭት ምእላይ ዝሰኣነ/ዝሰኣነት ሰብ/መንእሰይ፡ ሓዳር ሕዳር'ዩ እንተ በለ፡ እንተ በለት፡ ስንፍናኦም ድኣሎም ዝገልጹ ዘለዉ'ምበር፡ ሓዳርሲ ምኡዝ እዩ….. ዝብል መደምደምታ'ውን ተዋሂቡ ኣሎ። መቐጸልታኡ ይስዕብ….

ንዝሓደረኒ ፍቕሪ ምልኣት ዘውህቦ ሰብ፡ ኣነ ባዕለይ እየ። ንዝሓደረኒ ፍቕሪ ቃንዛ ዝዘርኣሉ ሰብ'ውን ኣነ ባዕለይ እየ። ነዛ ሂወተይ፡ ሰላም ዝህባ፡ ቅሳነት ዝህባ ሰብ፡ ኣነ ባዕለይ እየ። ነዛ ሂወተይ፡ ሰላማ ዝኸልኣ፡ ቅሳነታ ዝዘርግላ ሰብ ድማ ኣነ ባዕለይ እየ። ንሂወተይ ክጸሉ፡ ንሂወተይ ክፈታትን፡ ንሂወተይ ኣብ ሓደጋ ከእቱ ዝኽእል ነገራት፡ ኣብ ከባብያይ ምህላው ዝከሓድ ኣይኮነን። እንተ ኾነ ግን፡ ንሂወተይ ክጸልውዋን ክዘርግዋን ካብ ዝኽእሉ ነገራት ክከላኸለላ ዝኽእል ሰብ፡ ኣነ ባዕለይ ጥራይ እየ። ሰላምን ቅሳነትን ሂወተይ ንምክልኻል ኣብ ዝጉብሮ ምርብራብ ከኣ፡ ካብ'ቲ ቅኑዕ መኣዝን ንኸይወጽእ ዝሕግዙኒ መሳርሒታትን መምርሒታትን ኣለዉኒ። ሓገዝቲ ስለዝኾኑ ድማ፡ ስዒቦም ተዘርዚሮም ኣለዉ…..

1. **ንጹር ዕላማ ምሓዝ**

- ኣብ ዝሓዝኮዮ ዓውዲ፡ ንጹር ዕላማ ምሓዝ

- ዘጥፍእ ዘይኮነስ ዘልምዕ፡ ቅኑዕ ዕላማ ምሓዝ

- ንእግረ መንገዲ ዘይምኻድ

- መደባት ምሕንጻጽ

- ናብቲ ክስራሕ ዝድለ ምትኳር

- ኩሉ ዓቕሚ፡ ናብቲ ክበጽሕ ዝድለ ጥራይ ምቕናዕ

- ኣብ ዝዕመም ዘሎ ጉዕዞ ድማ፡ ምጽናዕ።

2. **መንገዲ ሓቂ ምርጫጽ**

- ቀልባዕባዕ ምውጋድ

- ንሓሶት ወጊድ ምባል

- መትከልካ፡ መትከል-ሓቂ ከም ዝኾውን ምግባር

3. **ብዝረብ ዘይኮነስ፡ ብኣብነት ምንባር**

- ከምቲ ሰባት ኽኾኑለይ ዝጽበዮም፡ ኣነውን ከምኡ ምኳን

- ከምቲ ሰባት ክሐገሱኒ-ክኽብሩኒ ዝደልዮም፡ ኣነውን ንክሐገሶም-ንኽኽብሮም ምጽዓር

- ከምቲ ሰባት ንግዜይ ክሕሉውዎ ዝጠልብ፡ ኣነውን ንግዜኦም ምሕላው….

- ዘይትነብረሉ ኣይትሰበኽ እዩ'ሞ፡ ቅድም ቀዳድም፡ ኣነ ባዕለይ ንኽንጸባርቕ ምጽዓር።

4. **ብውዕዩ ምትግባር**

- ይጽንሓለይ ምባል፡ ሕመቕ'ያ ትወልድ

- ጽባሕ ክጉብሮ'የ ምባል፡ ስንፍና'ያ ትወልድ

- ሂወተይ፡ ብኣዝዩም ብዙሓት ንጥፈታትን መልእኽቲታትን ዝተኸበት ስለዝኾነት፡ ድሓር ክጉብራ'የ፡ ጸኒሐ ክርክበላ'የ፡ ጽባሕ ክዓማማ'የ…. ዝብሉ ሓረጋት፡ ትህኪትን ስንፍናን ወሊዶም፡ ቅሳነተይ ዘሪጎም፡ ምስ ሰባት ስለ ዘጋጭውኒ፡ ሽዓ ንሽዓ ናይ ምትግባር ልምዲ ምምዕባል/ምውናን።

5. **ተበግሶ ምውሳድ**

- ጀማሪ ምኳን፡ ቡብቕሩብ ስለ ዝሆንጽ

- እቲ ዝዓበየ ፍታሕ ናይ ሽግር፡ ምብጋስ እዩ

- ሓደ ስጉምቲ፡ ካልኣይ ስጉምቲ'ዩ ዘኸትል

- ኩሉ ግዜ ግን፡ ንተበግሶይ፡ ንፍቕረ፡ ንስኒትን ንምዕባለን ዝዓለም ምግባሩ።

6. **ናይ ቀዳምነት-ቀዳምነት ምስራዕ**

- ከከም ኣድላይነቱ ምኻድ

- ኩሉ ዝደለኹ'ዎ ከማልኦ ኣይክእልንየ

- ኩሉ ዝበሃግኩዎ ክውንኖ ኣይክእልንየ

- ዘየድልየንን ዘየገድሰንን ነገር ከኣ፡ ዘይምስዓብ።

7. **ጽፉፍ ስራሕ ምስራሕ**

- ወዛል ስራሕ ምውጋድ

- ብዝተኻእለ መጠን፡ ስራሕካን ኣካይዳኻን ምስትኽኻል

- ከምቲ "ካብ ሳዕሳዕካስ ተቐጸጸ" ዝበሃል፡ ምስራሕካ ዘይተርፈካ፡ ጽፉፍ ጌርካ ምስራሕ!!

8. **ናይ መጀመርታ ጌጋ ዘይምፍጻም**

- ጌጋ ብንእሽቶ'ዩ ዝጅምር

- ሓደ ምስ ተባህለ'ዩ ክልተ ዝበሃል

- ቡብቕሩብ'ዩ ኣብ ሰልሚ/ ታኼላ ዝሸመም

- ነታ ናይ መጀመርታ ጌጋ፡ ብዋዛ ዘይምርኣያ/ዘይምሓዛ።

9. **ብዝሓለፈ ጌጋ ኖኽ ዘይምባል/ ዘይምንካስ**

- ጌጋን ሓደጋን ወዝቢ እዩ

- ዘይጋገ ሰብ የለን፡ እንታይ ድኣ? ካብ ጌጋኡ ዘይምሃር

- ካብ ዝሓለፈ ጌጋ ትምህርቲ ምቕሳም

- ብዝሓለፈ ጌጋ ዘይምዝራብ/ምርሳዕ

- ዋላ እዛ ኑብሰይ ጌጋ ምስ እትፍጽም፡ ጌጋኣ ንኽትእርም ምትብባዓ እምበር፡ ዘይምድሃላ!!

10. **ንግርጭት ኣብ ኣእምሮ ዘይኮነስ፡ ኣብ ወረቐት ምስፋር**

1ይ፦ ጸገምግት ምልላይ።

እንታይ እዩ ገጢሙኒ ዘሎ? ስለ ምንታይ ከምኡ ገጢሙኒ?

2ይ፦ ኣፈታትሓኣም ኣብ ወረቐት ምስፋር።

እንታይ እንተ ገበርኩ ይሕሸኒ? ብኸመይ እየ ክሰግሮ ዝኽእል?

3ይ፦ ነታ ዝበለጸት ፍታሕ ምሕራይ።

እተወጸጽኣኒ ወይ ዝሓሸት ፍታሕ ኣየነይቲ እያ?

4ይ፦ ስጉምቲ ምውሳድ።

ውጽኢታ ብዘየገድስ፡ ምብጋስ!

5ይ፦ ጌጋ ኪጋጥም ከም ዝኽእል ምርዳእ።

ጌጋ ምስ ዝፍጽም፡ ይቕረ ምሕታት። ጌጋ ምስ ዘጋጥመኒ፡ ጌጋይ ምቕባል፣ ጌጋይ ምእራም.... ሞራል ዘይምስፋፍ፡ ብሓዲሽ መንፈስ ምብጋስ!!

### 11. ምስ ከውሒ ዘይምርጻም

- ንዘይልወጥ ነገር፡ ምቕባሉ፣
- ንዘይስገር ነገር፡ ምቕባሉ፣
- ንዘይተርፍ ነገር፡ ምርዓሙ፣
- ብዘይፍታሕ ነገር፡ ዒሕ/ምኒን ዘይምባል፣
- ካብ ዓቕሚ ንላዕሊ ብዘኾነ ነገር፡ ዘይምምራር፣
- ዝበሉኻ ግበረሎም ወይ ዓዶም ሕደገሎም፡ ከም ዝበሃል።

### 12. ንጸገማት ዘይምግናን

- ጸገም፡ መፋጥርቲናን መናብርቲናን እዩ፣
- ጸገም ሓላፊ'ዩ፡ ዘይምትዕብባዩ
- ሽግር ሓላፊ'ዩ፡ ዘይምጉህሃሩ
- ጸበባ ሓላፊ'ዩ፡ ዓቕሊ ምግባር፣ ስኢ ምንካስ
- መንፈስ ምውዳቕ፡ ዘይወጽእ ሃሲያ እዩ
- ሞራል ምውዳቕ፡ ዘይሓዊ ቀንሲ እዩ
- ካብ ናትይ ዝበኣስ ጸገም ጺዩሮም ዝኸዱ ሰባት ከም ዘለዉ፡ ምዝካር።
- ከምቲ ስሩጥባባዊ መንእሰይ ቶማስ ኣልኣዛር ዝበሎ፡ "ንጸገም፡ ጸገም እንተ ኢልካዮ ኢኻ ትጸገም!!!"

### 13. ከይተሓለልካ ምስራሕ

- ዓለም፡ ዓቕብን ቁልቁልን እያ፣
- ዓለም፡ ብፈተነታት ዝዘቕበበት እያ፣
- ዓለም፡ ከም ዝደለኹዎን ናብ ዝደለኹዎን ኣይትኸደለይን'ያ፣
- ዓለም፡ ብዓቕሊን ልዝብን ከይተሓለልካ ብምዕያይ እያ እትሕለፍ፣
- ጠባይ/ባህሪ ሰባት ዝተሓላለኸ እዩ፡ ምጽሩ፣
- ኩሉ ሰብ ከማይ ክኸውን ኣይክእልን፣ ከም ናትይ ድልየት ክህልዎ ኣይከኣልን፣ ሰባት ነንበይንና ምዃንና ምርዳእ፣
- ኩሉ ሳዕ ንቕድሚት ጥራይ ምድፋእ፣
- ንብደሆታት፡ ፈንጢስካ ምሕላፍ!!

### 14. ካብ ጉዳእቲ ጽልዋታት ሓራ ምዃን

- ሕማቕ ክግበር ስለ ዝረኣኹ፡ ሕማቕ ዘይምግባር
- ሕማቕ ክዝረብ ስለ ሰማዕኩ፡ ሕማቕ ዘይምዝራብ
- ካብ መጋገይቲ ነገራት፡ ምርሓቕ
- ካብ መጋገይቲ ሰባት/መንእሰያት፡ ምጥንቃቕ
- ካብ መስሓትቲ ሰባት/መንእሰያት፡ ምኽዋል
- ምኒን ካብ ዝብሉ ሰባት/መንእሰያት፡ ምርሓቕ
- ሞራሎም-ሰይሮም ሞራልካ-ካቡ-ዝሰብሩ ሰባት/መንእሰያት፡ ምሕባእ፣
- ንጉተትቲ ሰባት/መንእሰያት፡ ፈንጢስካ ምሕላፍ!

### 15. ተግባሪ እምበር፡ ቀሓሪ ዘይምዃን

- ሕማቕ ስለ ዝገበሩኒ፡ ሕማቕ ዘይምግባር
- ሕማቕ ስለ ዝተዛረቡኒ፡ ሕማቕ ዘይምዝራብ
- ክፉእ ስለ ዝሓሰቡለይ፡ ክፉእ ዘይምሕሳብ
- ሸለል በሃሊ ምዃን
- ከምቲ "ገበረኒ ክጉበር፡ ዓዲ ኣናብር" ዝበሃል።

### 16. ዘረባ ሓደ ወገን ጥራይ ዘይምስማዕ

- ነገራት፡ ክልተ ገጽ ከም ዘለዎም ምዝካር፣
- ንምዝራብ ዘይምህዋኽ፡ ዘረባ ምውህሃል፣
- ዘይርጡብ መደምደምታ ዘይምሓዝ፡ ዝያዳ ሓበሬታ ምእካብ፣
- ንምፍራድ ዘይምህዋኽ፡ ዝያዳ ጭብጢ ምእካብ።

### 17. ንሰባት ኣብ ቦታኦም ኣቲኻ ምርዳእ

- ስምዒኒ እንዶ ካብ ምባል፡ ክሰምዕ ምፍታን፣
- ተረድኣኒ እንዶ ካብ ምባል፡ ክርዳእ ምፍታን፣
- ጸገም ሰባት ንኸለሊን ንኽንገንዘበን፡ ምጽዓር፣
- ቅድምን ፈለማን፡ ንሰባት፡ ብናቶም ኣተሓሳስባን ኣኪይዳን ምርዳእ።

### 18. ከይሓተትካ መልሲ ኣይወሃብካንዩ

- ዘድልየካ ምሕታት፡ ርኹብ ስኣን፣
- ኣእምሮኻ ከፊቱ ክንብበካ ዝኽእል ሰብ የለን፣
- ሓሳብካ ከይገለጽካ፡ ዝርድኣካ ሰብ ኣይርከበንዩ፣
- ከይተዛረብካ፡ ጸገምካ ዝፈልጠልካ ሰብ የለን።

ኣብ ሂወትይ፡ ካብ ግዳም ናባይ ገጾም ዝመጹ መልእኽቲታት/ፈተነታት፡ መቈጻጸሪ ኣይርከበሎምን እዩ። ነቲ ካብ ግዳም ዝመጸኒ መልእኽቲታት/ፈተነታት፡ ክቆጻጸሮ ኣይክእልን እየ። ዋናኡ፡ ካልኦት ስለ ዝኾኑ። ንዝዝመጸኒ መልእኽቲ፡ ንዝዝመጸኒ ፈተኑ፡ መልሲ ንኽህበሉ ግን ትጽቢት ኣሎ። ኣነ ዝህቦ መልሲ፡ ካባይ እዩ ዝውቅል፣ ክቆጻጸሮ እውን እኽእል እየ። እቲ ኣገዳሲ ነጥቢ ከኣ፡ እንታይ ዓይነት መልእኽቲታት/ፈተነታት ይመጹኒ ኣለዉ? ዝብል ሕቶ ዘይኮነስ፡ እንታይ ዓይነት መልሲ እህበሉ ኣለኹ? ዝብል ሕቶ እዩ። ሓጎሰይ፡ ሰላመይ፡ ቅሳነተይ.... ከሉ ኩነታተይ ከኣ፡ ብዝመጸኒ ዘሎ መልእኽቲ/ፈተና ዘይኮነስ፡ ኣነ ብዝህቦ መልሲ እዩ ዝጽሎ፣ ኣነ ብዝህቦ ግብረመልሲ እዩ ዝምእዘን።

ስለዚ፡ ኩነታት ኣብ ዝግምግመሉ እዋን፡ መልሲ ኣብ ዝህበሉ እዋን፡ ግብረመልሲ ኣብ ዝህበሉን ዘርእየሉን እዋን፡ "ከምቲ ሓደ-ግዜ ቅድሚ ምቝራጽካ፡ ክልተ-ሰለስተ ግዜ ድኣ ሕሰብ" ዝበሃል፡ ክልተ ሰለስተ ግዜ ክሓስብ ኣለኒ። ክልተ-ሰለስተ ግዜ ንኽሓስብ ከኣ፡ ንነብሰይ፡ ዝኣኽላ ግዜ ክህባ ኣለኒ። ዝኣኽላ ግዜ ንኽህባ ድማ፡ ነብሰይ ክመልኽን ካብ ታህዋኽ ክግታእን ክኽእል ኣለኒ። ሓደሓደ እዋን ከኣ፡ ዋላኳ መልእኽቲ እንተ መጸኒ፡ ግድን ኣይኮነን መልሲ ክህበሉ። ቴሌፎን እናደወለት፡ ከየልዓልኩዋ ስቕ ምባል'ውን፡ ንባዕሉ መልሲ እዩ።

ካልእ፡ ሂወት፡ ኣብ ቅድሚኣ፡ ብዙሕ ዝጨናፍሩ መንገዲ ኣለዉዋ። ኣብ ቅድሚ ዝኾነ ሰብ/መንእሰይ ድማ፡ ብዙሕ ዝጨናፍሩ መንገዲ ተዘርጊሖም ኣለዉ። እቲ ሰብ/መንእሰይ፡ ኣየናይ መንገዲ መረጹ ኣናይ መንገዲ ይሓድግ፡ ውሳኔ ናይ ምውሳድ ሓላፍነት ኣለዎ። ሂወት ዝኾነ ሰብ/መንእሰይ ድማ፡ ኣናይ መንገዲ/ኀደና እዩ መረጹ? ኣብ ዝብል ሕቶ እዩ ዝምርኮስ። ኀደና ጥፍኣት ዶ፡ ኀደና ልምዓት? ኀደና ዝርጉት ዶ፡ ኀደና ሰላም? ኀደና ህውከት ዶ፡ ኀደና ስኒት? ኀደና ህልኽ ዶ፡ ኀደና ውህደት? ኀደና ቅርሕንቲ ዶ፡ ኀደና ፍቕሪ.......? ኣናይ ኢና ንመርጽ? ዝብሉ ሕቶታት፡ ኣብ ሂወትና ኣዝዩ ወሳኒ ተራ ኣለዎም.....   ይቕጽል

# ኣስተብህሉ

## “ኣነ ሓው ስላስ ዶ!”

ኤሊ ገብሩ

ኣብ ሕብረተሰብ ኤርትራ ንነዊሕ ዓመታት ክሰጋገሩ ዝጸንሑ ንኾርዓሎምን ንሕበነሎምን ሓያሎ ልምድታት ኣለዉና። ሓደ ካብ'ዞም ኣዚና ንኾርዓሎም ልምድታት ኣብ መንጎ ኣንጻር ጾታ ዘሎ ሓልዮትን ምክብባርን እዩ። እዚ ኣብ ሓያሎ ክፋላት ዓለምና ንምምዕባሉ ሓያል ጻዕርታት ዝካየደሉ ዘሎ ምክብባር፡ ኣብ መንጎ ኣንጻር ጾታ ኣብ ሃገርና ነኣማኢት ዓመታት ብዘይዝኾነ ትምህርትን ሓገዝን ብዘገርም ፍቕርን ሓድሕዳዊ ምክብባርን ክቕጽል ጸኒሑ ኣሎ። ኣብ ሃገርና ዝኾነ ወዲ ተባዕታይ ኣብ ዝኾነ ክፋል ንዝረኸባ ጓል ኣንስተይቲ ናይ ምሕጋዝን ምክልኻልን ሕልናዊ ግዴታ ኣለዎ። እታ ጓል ኣንስተይቲ እውን ብተመሳሳሊ በቲ ንሳ ትኽእሎ ዓቕሚ ንዝኾነ ወዲ ተባዕታይ ዝግባእ ሓገዛት ክትገብር ተኾስኪሳ ዝዓበየትሉ ባህሊ ይቕስባ እዩ። እዚ ሕልናውን ባህላውን ግዴታ ድማ'ዩ መሰረት ፍቕርን ሓልዮትን ኣንጻር ጾታ ኮይኑ። እንተኾነ እዚ ኣብ ወለድና ዝረአ ዝነበረ ሓልዮትን ምክብባርን ኣንጻር ጾታ ምሉእ ብምሉእ ጠፊኡ እኳ እንተዘይበልኩ፡ ኣዝዩ እናኣንቆልቆለን ብውልቃውነትን ንዓይ ይጥዓመንን እናተዓብለለን ይመጽእ ከምዘሎ ብቐረባ ንዕዘቦ ዘለና እዩ። እዚ ወለዶ'ዚ ኣብ ሓልዮትን ምክብባርን ካብ ዘጥፍኦ ግዜ ንላዕሊ፡ ኣብ ምውንጃል ኣንጻር ጾታ ዘጥፈኦ ግዜ ይበዝሕ ኣሎ።



ኣብ ከባቢ ገዛውተይ ዝነብሩ ኣቦ፡ ወትሩ ኣብ ዝንድሩሉ ይኹን ዝምሕሉሉ እዋን ስም ሓፍቶም እናጸውዑ፡ ኣነ ሓው ስላስ'ዶ እናበሉ ይምሕሉን ይጠቕዑን። እዚ ካብ ኣቦታትና ወትሩ ንሰምዖ ስም ሓፍትኻ ጸዊዕካ ናይ ምምካሕን ምምሓልን ተርእዮ፡ ኣቦታትና ብደቂ ኣንስትዮ የሕዋቶም ማዕረ ክንደይ ሕቡናት ምንባሮም ዘረጋግጽ እዩ። ቆልዓ ኣብ ዝነበርኩሉ እዋን፡ እተን ጎረቤተይ ዝምኩሖለን ዝነበራ ኣደይ ስላስ ኣመሓዳሪት ዓዲ፡ ሓያል ተዋጋኢት፡ ብጉልበት ዝገጥማ ዘይብላ ብምዄና ሓወን ከምዝምኩሖለን ግምት ነይሩኒ። ሓደ እዋን እተን ኣብ ገጠር ዝነብራ ወይዘሮ ስላስ ሓወን ንምርኣይ ናብ ገዛውትና ኣብ ዝመጻሉ እዋን ግን ኣብ ኣእምሮይ ዝነበረ ስእልን ክውንነትን ምግጣም ኣብዩኒ። ኣደይ ስላስ ዘይከም ትጽቢተይ ፈቃር፡ ለዋህን ተደናጋጺትን ኮይነን ጸኒሐናኒ። ኣግርሞተይ ክሓብኦ ስለዘይከኣልኩ፡ እንታይ ፍሉይነት ኣለወን ደኣ ነዚኦን ትምኩሖለን ክብል ነቦይ ዘርኣይ ካልእ እዋን ሓተትክዎም። “ስላስ ሓፍተይ ደኣ ፈቃር፤ ለዋህ ንነብሳ ሓዲጋ ነሕዋተይ ትብል፡ ብዘይካ ኢያ ዘይትዝንጥል ብምዃና እምበር፡ ወሪዱዋ መኣስ ዝተማህረቶ ደኣ ከንቲባን ኣመሓዳሪትን ክትከውን በሉኒ።

ነዞም ኣቦ ደኣ ከም ኣብነት ኣቕሪበዮም እምበር፡ ብዙሓት ኣቦታትና ስም ደቂ ኣንስትዮ የሕዋቶም እናጠቐሱ ክሕበኑን ክምሕሉን ብተደጋጋሚ ንዕዘቦ ተርእዮ እዩ። ኣቦታትና ስም የሕዋቶም ጠቒሶም ክፍክሩ ዝገብሮም ምኽንያታት እንታይ እዩ። እዚ ሎሚ ዘሎ ወለዶ ብደቂ ኣንስትዮ የሕዋቱ ዘይኮርዕ እንታይ ስለዝኾነ እዩ። ኣደታትና ዝገብርኦ ዝነበራ መንእሰያት እዚ ዘመን ስለምንታይ ክንትግብሮ ዘይንኽእል ንዝብሉ ሕቶታት መልሲ ምስ እንህበሎም ጥራይ እዩ ነቲ ኣብ መንጎ ደቂ ተባዕትዮን ደቂ ኣንስትዮን ዝነበረ ሓልዮትን ምክብባርን ክንዕቅቦ ንኽእል። እቲ ጉዳይ ዝጋነን እኳ እንተዘይኮነ፡ ቅድሚ ምስዕራሩ ቆላሕታ እንተዘይተገይሩሉ ግን እቲ ንኾርዓሉ ባህሊ ምክብባርን ምትሕልላይን ኣንጻር ጾታ ክጠፍእ እዩ።

ሓደ ካብ ጠንቅታት ምልሕላሕ ሕውነታዊ ፍቕሪ ኣንጻር ጾታ ትርጉም ማዕርነት ብግቡእ ዘይምርዳእ ኮይኑ ይስማዓኒ። ትርጉም ማዕርነት ማዕረ ዕድላት እምበር ኣካላውን ማዕርነት ማለት

ከምዘይኮነ ክንርድኦ ዘለና ይመስለኒ። ሓደ ክንዲ ሓርማዝ ዝኣክል ሰብን ሓደ ቁንጹብ ሰብን ኣካላዊ ማዕርነቶም ክዳረግ ከምዘይንጽበዮ፡ ኣካላዊ ማዕርነት ኣንጻር ጾታ'ውን ክዳረግ ምርዳእ ኣገዳሲ እዩ። ኣብ'ዚ ቀረባ እዋን ዝተኻየደ መጽናዕቲ ደቂ ተባዕትዮን ደቂ ኣንስትዮን ንነገራት ብዝተፈላለዩ መንገዲ ክርእይዎ ዝግድዶም ክፋል ኣእምሮ ከምዘለ፡ ኣረጋጊጹ ኣሎ። ከምቲ ኣእምሮ ደቀተባዕትዮን ደቂ ኣንስትዮን ዝተፈላለየ ዝኾነ፡ ግዳማዊ ኣቃውማ ደቂ ተባዕትዮን ደቀ"ንስትዮን'ውን ዝተፈላለየ እዩ። እዚ መረዳእታ እዚ ድማ እዩ ኣቦታትን ኣደታትን ብሓልዮትን ምኽብባርን ተኸቢቦም ሕጉስ ናብራ ክመርሑ ዘኽእሉ ነይሮም።

ኣብዚ ሎሚ እዋን ከቢድ ጾር ተሰኪማ ንእትኸይድ ጓል ኣንስተይቲ ንእግረ መንገዱ ዝሕግዝ ወዲ ዳርጋ የለን። ደቂ ተባዕትዮ ሎሚ ይትረፍ ነመሰታኦም ንዝተጸገመት ክንዲ ወላዲቶም ትኸውን ኣደ'ውን ሓገዝ ከምዝድልያ ይዝክርዎ የለዉን። ደቂ ተባዕትዮ የሕዋትና ደኣ ከይቅየሙኒ እምበር፡ ኣውዳት ሎሚ ንደቂ ኣንስትዮ ዝወሃብ ኣኽብሮትን ፍጹም ረሲዖሞ ዘለዉ ኮይኑ እዩ ዝስመዓካ። እተን ደቂ ኣንስትዮ'ውን ከምኡ ንሓደ ሽጉርቲ እናሓረሮ መከሩኡ ዝጸገበ፡ ንውልቁ ዝነብር ጎረቤተን ምስጢር ምቑላው ሽጉርቲ ክምህሮኦ ወይ'ውን ብጽምዋ ከይሽገር ብምባል ሰንበት ምስ ስድራቤተን ተኣኪበን ቡን ኣብ ዝሰትያሉ እዋን ጽምዋ ከየጥቅዖ ብምሕላይ (ካልእ ሕቡእ ኣጀንዳ እንተዘየልይወን) ቡን ምስ ስድራቤተን ክቋደስ ዝዕድማ ዳርጋ የለዋን። ሂወት እናተመላላእካን እናተሓጋገዝካን ከምእንኸዳ ርዱእ እዩ። ኣብ'ቲ ማዕርነት ከም ኣምር ዘይፍለጠሉ ዝነበረ እዋን ኣቦታትና ንደቂ ኣንስትዮ ዝወሃብ ክብርን ሓልዮትን ብምልጋስ ከይጉደኣ ዘርእይዎ ዝነበሩ ሓልዮት፡ እተን ደቂ ኣንስትዮ የሕዋተን ከይጠምዩን ከይደኽሙን ዝገብሮኦ ዝነበራ ጻዕር'ዩ ኣብ መንጎ'ዞም ክልተ ኣንጻር ጾታ ድልዱል ሓልዮትን ምኽብባርን ወሊዱ። ኣቦታትን ነኣሓቶም ዝነበሮም ፍቕርን ሓልዮትን ዘርዚርካ ዝውዳእ ኣይኮነን። እዚ ወለዶ'ዚ ነዚ ሓልዮትን ምኽብባርን ክደግሞ ፍቓደኛ ምስ ዝኸውን ጥራይ'ዩ ድማ ከምቲ ኣብ ወለድና ዝነበረ ሓልዮትን ምኽብባርን ክህልወና።

መንእሰያት ሎሚ ኣካይዳና ምንእኣስን ምውንጃልን ዝዓብለሎ ይኸውን ኣሎ። ደቂ ተባዕትዮን ደቂ ኣንስትዮን መሳርሕቲ ይኹን መማህርቲ ተኣኪብካ ኣብ ተዕልለሉ እዋን፡ ኣብ ክንዲ ምኽኑይ (reasonable) ዝኾነ ብሳይንስ ዝተደገፈ መጎተ ምቕራብ፡ ኣብ ሓደ ክልተ እዋን ንዘጋጠመካ ፍጻሜ ከም ኣብነት ብምዝርዛር ንብምሉኡ ዘርኢ ኣዳም ወይ ዘርኢ ሄዋን ምዝንጣልን ምንእኣስን ይቐለና። እወንታዊ ኣተሓሳስባ ኣማዕቢልና ትርጉም ማዕርነት ብጉቡእ ተገንዚብና ፍሉይነት ደቂ ተባዕትዮን ደቂ ኣንስትዮን ብሳይንሳዊ መንገዲ ብግቡእ ምስ እንርድእ ጥራይ እዩ ድማ እቲ ኣዚና ንኸርዓሉ ሓልዮትን ምኽብባርን ኣንጻር ጾታ ክንዕቅቦ ንኽእል። ደቂ ኣንስትዮን ደቂ ተባዕትዮን ብተፈጥሮ ናይ ኣተሓሳስባን ካልእ ብዙሕ ፍልልያትን ከምዘለዎም ብግቡእ ምስ እንርድእ ጥራይ'ዩ መንእሰይ'ዚ ወለዶ'ዚ ነቲ እንኮርዓሉ ባህሊ ወለድና ዓቂቡ ናብ ዝቕጽል ወለዶ ከሰጋግሮ ዝኽእል። በዚ ኹይኑ ቡቲ ወለዶ ሎሚ ኣብ መንጎ ኣቦታትና ኣደታትና ዝነበረ ሓልዮትን ምኽብባርን ናብ ዝቕጽል ወለዶ ናይ ምስግጋር ሓላፍነት ከምዘለዎ ተገንዚቡ፡ ነቲ ጉዳይ በኣጉኡ ኑቒሑ ንምዕቃቡ ክሰርሕ ሓላፍነት ኣለዎ።



## ኣብርሆ

# ቤተ-ቅርሲ ኣብ ውሽጢ ቅርሲ

### “ተራ ሓሳብ ኣይንሕሰብ ተራ ስራሕ ከይንሰርሕ”
### ጉጅለ ፕሮጀክት ሽዳ

ዓሰርተ ሓደ ተመሃሮ ኮሌጅ ኢ. ኣይ. ቲ (college E.I.T) እዮም። ሳባ ተኸስተ፣ ዓንደብርሃን ሃብተዮም፣ ፊልሞን የማኑ ናትናኤል ተስፉማርያም፣ ረድኤት ሃብተማርያም፣ ሻም ምክኤል፣ ተስፉዝጊ ወልደጼን፣ ተወልደብርሃን ወልደሚካኤል፣ ወድብ ጉብረእግዚኣብሄር፣ ሓሸም እድሪስ፣ ቴድሮስ ሃይለ ካሳ ይበሃሉ። ኣብ ጉዕዞ ትምህርቶም፣ 4 ናይ ትምህርቲ ዓመታት ዛዚሞም፣ ንናይ ክረምቲ ናይ ዕረፍቲ ግዜ ክፈላለዩ እንከለው፣ ከም ጉጅለ ብምቛም ኣብ ዝቕጽል ዓመት ንዘዳልውዎ ናይ መዛዘሚ መጽናዕታዊ ወረቐት (Senior project) ክመያየጡ ተኣኪቦም።

ኣብ ሓደ ሰዓት ክልተ ሰዓት ‘ከምዚ ይሕሸና፣ ከምዚ’ባ’ ኢሎም ኣብ መደምደምታ ዝበጽሑሉ ጉዳይ ስለዘይነበረ፣ 5ይ ዓመት ንኽመሃሩ ድሕሪ ክረምታዊ ዕረፍቲ ክምለሱ እንከለዉ ሓሳቦም ሒዞም ክመጽኡ ብምስምማዕ ተፈላልዮም።

ኣብ ስምምዖም፣ ተራ ነገር ክሰርሑ ስለዘይብሎም ተራ ሓሳብ ክሓስቡ ከምዘይብሎም ቀንዲ ዛዕባኦም ነይራ። እቲ ድሕሪ ሓሳቡ፣ ዝሰርሕዎ ስራሕ፣ ኣብ ህንጻ ዘተኮረ ክኸውን ግድን ነይሩ። ምኽንያቱ፣ ተመሃሮ ሲቪል ኢንጂነሪንዮም። እዚ ትምህርቲዚ ኸኣ ብዝያዳ ኣብ ህንጻ ዘተኩር ዓይነት ትምህርቲዩ። ዝያዳ ኣብ ትሕተ ቅርጺ የተኩር። ዲጋ፣ ጽርጊያ፣ ህንጻ (ኣባይቲ)፣ ተጻሪዩ ኣብ ጥቕሚ ክውዕል ዝግበኦ ረሳሕ ማይ (ከም ማይበላ)፣ ምሕደራ ማይን ዝኣመሰሉ የተኩር።

ኣይከረምዮም ከሪሞም። ‘ከምዚኣ እንተሰሪሕናኸ? “ኢሎም ይሓስቡ’ሞ “ተራ ነገር ኣይንሕሰብ ተራ ስራሕ ከይንሰርሕ” ትብል ናይ መወዳእታ ለበውኦም ዘኪሮም የዋድቕዋ። ካብዞም ዓሰርተ ሓደ ተመሃሮ ፍርቆም ካብ ኣስመራ ወጻኢዮም። ኣብ ክረምታዊ ዕረፍቶም ድማ ዝሓርስ ኣብ መንገዶ ማሕረሱ ዝጻሲ ኣብ መንገዶ መጻሰኡ ሩባ ወሪዱ ጎቦ ደይቡ ክሓስብ ክረምቲ ከየስተማቕራን ብሓሳብ ካብታ ሓንቲ ናብታ ሓንቲ ክናጠር መስከረም ኣርከቡ። ደቂ ኣስመራ’ውን ከምኡ። ካብ ጐደና ናብ ጐደና ክናጠሩ ብሓሳብ ክዘውሩ ክረምቲ ሓሊፋ።

“ኣይከረምዩ!” ብምባል ከኣ ይገልጽዎ። ልዕሊ’ቲ ስራሕ “ተራ ሓሳብ ሓሲብና ተራ ስራሕ ከይንሰርሕ” ትብል ናይ ሓባር ለበዋ’ያ ከቢዳቶም።

ኣውራዶም ኣይደይቦም፣ ይሕሸና ዝበልዎ ክሓስቡ ድሕሪ ምኽራም፣ ሓሙሻይ ዓመት ትምህርቲ ዝጅመረሉ ግዜ ስለዝኣኸለ ኣብ ቤት ትምህርቶም ተኣኻኸቡ። ኣብ ጠረጴዛ ከቢቦም። ዝሓሰብዎን ክሰርሕ ኢሎም ዝኣመኑሉን ኩሉ ኣብ ጠረጴዛ ወረዱ። ካብ ናይ ሓድሕድ ዘይበላለጽ ሓሳባቶም። ኣብ መወዳእታ ግን ኣብ ናይ ወድብ ጉብረእግዚኣብሔር ሓሳብ ተሰማሚዖም - ቤተ መዘክር ሽዳ።

ኣብ ገዛ ኮፍ ኢሉ ቲቪ (euro news) እናተኸታተለ እንከሎ’ዩ። ኣብ ዜና ብዛዕባ ኣዘርባጃን ትብሃል ሃገር ይትንተን ነይሩ። ኣብ መንገዶ እቲ ትንተና ሓንቲ ፍልይ ዝበለት ዓባይ ህንጻ ተዓዘበ። እታ ህንጻ መግለጺ መንነት ናይ’ታ ሃገር’ያ። ፍሉይ ኣቃውማኣ ኣደኒቑዎ። ኣብ ምድናቓ ዝጠፍአ ግዜ ግን ኣይነበሮን። ናብ’ታ ንዕኡን ኣብላቱን ድቃስ ዝኸልአት ፕሮጀክትዩ ሰጊሩ። ምስ ፍሉይነት ናይ’ታ ኣብ ቲቪ ዝዕዘቦ



ዝሰበረ ህንጻ ብምግንዛብ "ፍልይቲ ህንጻ" ከመይ ዝብሉት ክረክብ ከም ዝኽእል ሓሰበ። "ተራ ሓሳብ ኣይንሕሰብ ተራ ስራሕ ከይንሰርሕ" ትብል ለበዋ ግን ኣብ ነፍሲ ወከፍ ሓሳብ ከም መማኸርቲ በሎጭ ክትብል ግድን ነይሩ።

እታ ዝሓሰባ ህንጻ ፍልይቲ መለለይት ህዝብን ሃገርን ክትከውን ወሰኑ። ንታሪኽ ትውክል ክትከውንውን ምስ ኑብሱ ተሰማምዑ። ምስ ባህሊ ትተኣሳሰር ክትከውንውን ተመዓደ። ታሪኽን ባህልን ኣተኣሳሲራ ወለዶታት ኣላጊባ ትገዓዝ ዘላ ሽዳ ብቐጥታ ኣብ ርእሱ መጺኣ በሎጭ በሉቶ። እታ ኣብ ቲቪ ዝተዓዘባ ናይ ሃገረ ኣዘርባጃን ህንጹ ንባህሎም ትውክል ኮይና ኣብ ሑቓፉ ዝተፈላለዩ ዓይነት ዕዳጋታት ዝሓቖፈትያ። እዛ ከም ህንጻ ክትቀውም ዝሓለማ ህንጻ ኸ ከመይ ትኹን ዝብል ምጉት ምስ ኑብሱ ገጠመ። ምስ ዘለውና ቅርስታት ብምትሕሓዙ ዋሕድን ሕጽረትን ቤተመዘክር ንምሽፋን ካብዚ ሓሊፉ'ውን ንምውካል ቅርሲ ሽዱ ህንዳ ኮይና ንኽትቀውም ምስ ኑብሱ ተሰማምዐ።

ህንደበት፡ ካብ ኮፍ ዝበሎ ብድድ ብምባል ስእለ ኣእምሮኡ ኣብ ወረቐት ኣስፈሮ። ቀጺሉ ናብ ኣቦ ዓርኩ ኮ/ል ተስፉማሪያም (ሃሊቃ) ተሃንፈፈ። ሃሊቃ፡ ብዘሰምየ ዕላል ብታሕጓስ ተሰራሰረ። ሽዑ ንሽዑ ተተኽሊ ክርእያ ኣይጸልእን። "ዕውርሲ ጽባሕ ክትነቁሕ ኢኻ እንተበሉዎ ብታህዋኽ ጸዲፉ ሓደረ" ከም ዝበሃል ዓይነት ኮይኑዎ። ምዕባሊታታን መዓልቦኣን ክፈልጥ ደድሕሪኡ ጋለቡ። "ፎርሳ!" ኻኣ መውጽኢት ኣፉ።

ምኽንያቱ፡ እታ ብዘየምቲ ዝተዘየመላ ሽዱ ብገጠምቲ ዝተገጥመላ ሽዱ ብቐባእቲ ዝተቐብኣላ ሽዱ እታ "ዋልታን እግርን ሰውራ" ዝተባህለሉ፡ ኣብ ታሪኽ ብረታዊ ቃልሲ መኸርከር ብምፏን ዘጉዓዘትን ሰውራ ዘሳለየትን ሽዱ እታ ኣብ ታሪኽ ገድሊ ህዝቢ ኤርትራ ከም ቅርሲ እትልለ ሽዳ ቤተቕርሲ ኮይና ተተኺላ ክርእያ ስለዝተመዓደ።

መሬት ምስ ወገሐ፡ ናብ ከኢላ ከተማ ፕላን (town planning) ኣርክተክት ኣለምሰገድ'ዩ ንተወሳኺ ሓበሬታ ከይዱ-ተማሂራይ ኢንጂነር ወድብ። ኣርክተክት ኣለም ሰገድ፡ ኣብቲ ሓሳብ ዘለዎ ኣድናቖት ድሕሪ ምግላጽ፡ ዝኽእሎ'ን ዝፈልጦን ርእይቶን ሓበሬታን ሂቡ ንተወሳኺ ሓበሬታ ናብ ኣርክተክት መሴ ሃብተ(ሚኒስትሪ ህንጻ)ሰዲድዎ። ኣርክተክት መሴ ብወገኑ፡ ዘድሊ ምጽንብባቓት ገይሩ ዘድሊ እንተሎ ኣብ ጐኖም ከምዘሎ ብምትብባዕን ጸጸቢቑ ብምምናይን ኣፋንዎ።

ወድብ፡ ቡቲ ዘጠረሶ ሓሳብን ዝሰኾቕ ርእይቶታትን ሃጢሩ ንምጅማር ትምህርትን ምእካብ ኣቦላት እቲ ፕሮጀክትን ተጸበዩ። ሰዓት ኣኺሉ። ኣቦላት ጉጅለ ተኣኻኺቦም። ሓሓሳቦም ንምፍሳስውን ኣብ ጠረጴዛ ከቢቦም። "እዚኣ...ከምዚኣ..." እናበሉ ሓሓሳቦም ሂቦም። ወድብ'ውን ከም ሰቡ ሓሳቡ፡ ኣብ ጠረጴዛ ኣውረደ። ኣቦላት ጉጅለ ኣድናቖቶም ድሕሪ ምግላጽ ኣብ ሓሳቡ ረዓሙ።

ከም ተራ ሓሳብ ክሰግርዎ ኣይደለዩን። "ተራ ሓሳብ ኣይንሕሰብ ተራ ስራሕ ከይንሰርሕ" ትብል ለበዋ ኩሎቶም ተመሊሳ ተዘከረቶም። ብዕብየት ሓሳብ ኻኣ ኪጎዮ ምድናቕ ብሓገዝ ተሰራሲሮም። ጭድድ ፍንጭሕ በሉ። ምኽንያቱ፡ ታሪኽን ትርጉምን ሽዳ ኣዳዕዲያም ይርድእዎዎም። ብመንፈስ ካብ ዝኸሪ ስውኣት ኢያታቶምን ኣሕዋዋቶምን ከምዘይረሓቑ ዝገልጹሎም ስለዝኾነ። ሕድሪ ስውኣት ኣብ ምትግባር ካብቲ ክንብርዎ ዝግበኦም ሓደ ዕማም ከምዝዓመሙ ዘርኢ ስለዝኾነ። ንዝሉዋት ብፍላይ ካኣ ኒያታቶም ከም ፍልይትን ቦኽርን ህያብ ስለዝሓሰቡዋ።

ኣዛ ፕሮጀክት ኣብ ምትግባራ ብሞገዕረ ተወናጭፎም። ካብ የማን ናብ ጸጋም ብኣካልን ብመንፈስን ጋሊቦም። ታሪኻዊ ምትእስሳር ወለዶታት ንምፍታሽን ርዝነት ሽዳ ንምልካዕን ካብ ዘለውዎ እዋን ንድሕሪትን ንቕድሚትን ብሓሳብ ተንቀሳቒሶም። እዛ ቕርሲ፡ ቤተ ቕርሲ ኮይና ክርእይዋ ዕድሙ፡ ጥዕናን ኣሳልጠን ተመንዮም።

ንኽብሶም ከቢድ ሓላፍነት የሰክምዋ ከምዝለው ንሓድሕዶም ተሰማሚዖምዮም። ርዝነትን ክብደትን ታሪኽ ሽዳ ጥራይ ዘይኮነ ቅርጻዊ ኣቃውማ ሽዳ ኣብ ተግባራዊ ስራሕ ክኸብዶም ከም ዝኽእል'ውን ከም ትሑዝ ወሲዶሞዮም ግን ካኣ ከምዝተግብርዋ ተኣማሚኖም።

ገለ ምንቅስቓሳቶም ዝተዓዘቡን ምኽሪ ዝተሓተቱን፡ ከምዚይ ክእልምን ሓሳቦም እንተቐየሩ ከም ዝሕሾምን ርእይቶኦም ወስ ካብ ምባል ኣይተቖጠቡን። "ኣቃውማ ሽዳ ስሩዕ ኣይኮነን። እቲ ጋህ ዝበለ ክፋላት ከም ቅርጺ ንኽቐውም ከቢድዩ። ምኽንያቱ፡ ዓንዲ ኩተቑሙሉ እንተ ኸይንከም ቄናን ስለዝኾነ (90 ዲግሪ ስለዘይኮነ) ኣይትደክሙ" በሃልቲዮም።

ኣቦላት ጉጅለ "ፕሮጀክት ሽዳ" ግን ኣዚ ከም ርዱእ ወሲዶም፡ ኒታ" ተራ ሓሳብ ሓሲብና ተራ ስራሕ ኣይንሰርሐ" ትብል መርገጺኦም ዘከሩ። ተራ ስራሕ ካብ ምስራሕ ግን ምስ ስጊንጢር ስራሕ ምግጣም ስለዝመረጹ ናህሮም ኣይነከዩን። መምሃራን ኢ.ኣይ.ቲ፡ ብፍላይ መምሃራን ሲቪል ኢንጂነሪን ኣብ ጐኖም ደው በሉ።

ጉጅለ "ፕሮጀክት ሽዳ" ዕማማ ብንጥፈት ተካይዱ። ዝምልከቶ ከኢላ ሰብ ተሓቲቱ። ኢንተርኔት ተፈቲሹ። መጽሓፍ ተገንጺሉ። እታ ሽዳ ብዓባይ ፍርቂ ክቢ (arch) ዝጠዝሓ'ያ። ከምዚ ዓይነት ኣቃውማ ዘለዎ ህንጻ ኣብ ዓድና ልሙድ ኣይኮነን። ብኸመይ ከም ዘቑምዋ እቲ ዝዓበየ ብደሆ ክኾናምዩ። "ክንንብራ ኣለና፡ ክንንብራ ኢና" ግን መውጽኢት ኣፎም ገበርዋ።

ኣብዛ ፕሮጀክት ዚኣ ናይ ስራሕ ምክፍፋል (job distribution) ዝንብሩሉ ጨንፈር የለን። ኩሎም ብሓደ ክህልዉ ኣለዎም። ብሓባር ይገዝትዩ። ካብ ናይ ምምኻር ግዜን ቦታን ምብኳር ማለት፡ ጋግ ናይ ስራሕን ናይ ሓሳብን ምፍጣር ማለት ስለዝኾነ፡ ብሓደ ህርመት ልብን ብሓደ ሰማምን ኣብ ሓደ መስመር ክህልው ኣለዎም። ኣብ ዕዮ ምስ ተተኽሉ ቅንፅ ኣይበሉን። ካልእ ነገራት ኣይዘከሩን።

ምሸት ካብ መኣዲ ድራር ተሲኦም ኣብ መኣዲ "ፕሮጀክት ሽዳ" ምስ ከበቡ ንግሆ መኣዲ ቁርሲ የርክቦም። ምስ ድቃስን ዕረፍትን ከምዝይፋለጡ ተማዓዲዮም ይጠማመቱ።።

ዓውዲ "ሲቪል ኢንጂነሪን" ብዚያዳ ዘተኩረሉ፥ ቁጠባን ውሕስነትን ዩ። ገሊኦም ቁጠባ የቐድሙ- ብዙሕ ገንዘብ ንዘይምህላኽ። ገሊኦም ውሕስነት የቕድሙ- ዝፈሰሰ ፈሰሱ ውሑስ ዕዮ ንምዕያይ። እዞም ውልዶ መሓንድሳትና፡ ቁጠባ ንጽማን ኣጽኒሖም ኣብ ውሕስነትዮም ጸቒጦም።

ንተጉዳም ኣዕኑድ ዝስከሙ ዓንዲታት ከብዙሓላ ኣይደለዩን። ኣብዚይ ቦትኦም ተተኺሎም ቅርጺ ሽዳ ከየበላሽው ምእንቲ። ምስጢራዊት ህንጻ ሽዳ ግን ብዓወት ክትዛዘም ኣለዋ። ግን ካኣ ውሑሳት ክኾኑ ኣለዎም። ብዚይ ገለ ጸገም፡ እንተወሓደ ክልተ ዘመን (200 ዓመት) ዕድመ ክህልዋውን ሓሊኖምን ሓሊሞምን።

ቅማረታት ኣብዚሖም። ይድመር ይጐድል፡ ይባዛሕ ይምቀል፡ ይስረዝ ይድገም፡ ይድገም ይደጋገም። ተተከልትን ተገደምትን ኣዕኑድ ብውሕልነትን ብውሕስነትን ክቖሙ ኣለዎም። "እዚኣ ትቕንዕ፡ እዚኣ ትድነን" እናበሉ ብዙሕ ግዜ ተከራኺሮም። ኣብ መወዳእታ ኻኣ ኣብ ኣርባዕተ ነጥቢ በጺሖም።

ሞደል ተዳሊያ። ናይ ክልተ ክፋል ዘለዋ ህንጻ ሽዳ። ካብ ፍርቂ ንቕድሚት (ናብ ኣጻብዕ ወገን) ካብ ፍርቂ ንድሕሪት (ቀንዲ ተረጋጺ "ሸንክ ሸኾና") ማለትዩ። ዳሕረዋይ ተረጋጺ፡ ግራውንድ ፕላስፎር (ብዓል ኣርባዕተ ደርቢ)ኮይኑ፡ ቤት ጽሕፈት፡ ቤት ምርምር፡ መጋዘን፡ ቤት ቕርሲ ባህላውን ብሔራውን (ብሔር) ዘጠቓለለ ክኸውን። ቀዳማይ ተረጋጺ። ግራውንድ ፕላስ ቱ(ብዓል ክልተ ደርቢ) ኮይኑ፡ ማእከል ዘይንቀሳቐሱ ፍርያት ስነጥበብ፡ ቤተቕርሲ ብረታዊ ገድሊን ንነገድቲ መዕረፊ ዝኸውን ቤት መግብን ከምዝህልዎ ብምሕሳምዮም ኣቐሚሞማ። መካበቢያኣ ጥወየ ነጻላ ክኸውንዩ። ካብዚ ወጻኢ፡ መዕሸጊ መኪይን (parking area) ክህሉዩ። ከምዚ ክትከውን ከላ ምስ ቤተመዘክር ብዙሕ ግዜ ተመያይጦም-ብዛዕባ ኣቃውማ።ዶ\ር የሴፍ ልብሰቃል ዝሰበሮ ተራን ዝገበረሎም ኣበርክቶን ዓቢ ከምዝነበረ ይምስክሩ።

እዛ ኣብ ዝጥን ማይ ጭሆት ኣብ 37500m (250m X 150m) ክትቅመጥ ዝሃንደስዋ' ፕሮጀክት 'ሽዳ' እዚኣ፥ ስፍሓት ህንጻ ሽዳ 140x60 ክሸፍንዩ። ዝበዝሕ ክፋል'ውን 30ሜ ብራኸ ከም



ዝህልዋ ገይሮምዎም ኣዳሊዮማ።

ኣብ ኮሌጅ ኢ.ኣይ.ቲ መቓልዒ (demonstration) ክግበረላ እንክሎ፣ እቶም ዝሰምዑ፣ ንሽዳ እንታይ ከም ዝገበርዎ ክዕዘቡ፣ እቶም ዘይሰምዑ ኸኣ ምስጢር ዕዮኦም ክፈልጡ ብሀንጡየት ናብ ኣዳራሽ ውሒዙ። በቲ ስራሕ ኣድናቖቱ ዘይገለጸ ዳርጋ ኣይነበረን። "ኣብ ባይታ ምኽኣልዋ፣ ኣይምኽኣልዋን" ዝብል ዝተኸፋፈለ ሓሳብ ዝሃብዎም'ውን መሊኦም።

ብዝኾነ ናይዛ ጉጅለ "ፕሮጀክት ሽዳ" ዕዮ ገዛ ተዛዚሙ፣ ፍዳሴ 'ውን ኮይኑ። ጉጅለ "ፕሮጀክት ሽዳ" ግን ኣይቀሰኑትን፣ ኣይደቀሰትን። "ክሳብ ኣብዚስ በጺሕና፣ ብቃ የእኽለና ማለት ዲዩ!?" ዝብል ሓሳብ ድቃስ ከሊእዋ። ከም ብሓድሽ ብምርኻብ ካኣ፣ ኣይፍለጥንዩ ብምባል ንሮርድ ምህዞን ሰንዓን ሃማመተኤ ከርኢዮዋም ዝሰዕበን ዝኸውንን ክኪታተሉ ወሰኖም።

እዚ ድሕሪ ምግባር ኣብ ዝተረፈ ዋኒን ትምህርቶም ተዋፊሮም። "ኪይንዋ ሞዴል ኪይና ተሪፉ ማለት ዲዩ!?" ዝብል ሓሳብ ግን ዕረፍቲ ከልኦም። "ተራ ሓሳብ ኣይንሕሰብ ተራ ስራሕ ኪይንሰርሕ" ትብል ጭርሖኦም ድምጺ ደወላ ካብ ርእሶም ምውጻእ ኣበየ። ተራ ስራሕ ብዘይምኻና ክድቅሰላ ኣይደለዩን።

ኣብ ከምዚ ዓይነት ምሕቋን ኣብ ዝበሩሉ ግዜዩ' ምበኣር ሃማመተኤ ብሰምባዲና ነታ ጉጅለ ፈቲሹ ዝረኸባ። ድሕሪ ቀጻሊን ጽዑቕን ምትብባዕ ካኣ፣ ኣብ ፌስቲቫል መንእሰያት 2012 ሳዋ ክሳተፉ ካብ ዝግበኣን ዕዮታት ሓንቲ ከምዝኾነት ነታ ጉጅለ ተሓባረ። እናጠዓመ ኸደ። ጉጅለ "ፕሮጀክት ሽዳ" ብታሕጓስ ትኾኖ ጣፍኣ። ከም ስርዓት ነጢራን ዓንዲራን።

ሓደ መዓልቲ ኣቦ መንበር ሃማመተኤ (ብጻይ ሱልጣን ሰዒድ) ሒዝምም ናብ ኩባንያ ህንጻ ሰገን ተሃንፊፉ። ሓላፊ ኩባንያ ህንጻ ሰገን ብጻይ ተስፋይ (ጉራጌ) ሓሳቡ መግለጺ ሰኢኑሉ። ኪንዮ ሞዴል ክይዳ ከም ህንጻ ቀይማ ክርኢያ ተመጸ። ብምርድዳእ ድማ፣ እታ ክንዲ ፌርሜሎ ዝበረት ሞዴል ክንዲ ገዛ ኮይና ከም እትዳሎ ተገበረ። በጣሕ ተወጢሓ ኸኣ ጉዕዞ ንሳዋ ተተሓሒዙዩ - ኣብ ፌስቲቫል መንእሰያት ሳዋ - 2012 ንምርኢት ንምቕራብ።

ጉጅለ "ፕሮጀክት ሽዳ" ብታሕጓስ ተደፋኒቓ። ሕጂ'ውን እናጠዓመ ኸደ። ኣብ ሳዋ ንምርኢት ቀሪባ። ፕረዚደንትውን መሪቑ ከፊትዋ። ኣድናቖቱ ድሕሪ ምግላጽ ካኣ "ኣብ ትግበረኣ የራኽበና" ኢልምም ከይዱ። እቲ ዘረባ ኣይተረድኣምን። እንተስ ተደናጊሮም፣ እንተስ "ከተባብዐና ኢሉ'ዩ'ምበር..." ኢሎም ተጠራጢሮም፣ ዝተንፈሰዎ ኣይነበረን።

"ክርእይዋ ዝግበኦም ሰባትን ኣካላትን እንቋዕ ረኣይዋ 'ምበር ዱሓን..." ኢሎምኻ ተስፋ ተሰሚዕምም ሩፍ እንተበሉ፣ ከምቲ ዝደለ ግን ኣይቀሰኑን። ኣብ ሓደ ሰዓት ናይ ሓንቲ መዓልቲ ቴሌፎን ተደዊሉሎም። ኣቦ መንበር ሃማመተኤ ብጻይ ሱልጠን ሰዒድዩ ነይሩ። ብኣጉዳሲ ጉዳይ ይደልዩ ስለዝበሩ ተኣኪቦም ክመጽእዎ ሓቢርዎም። እታ ሓንቲ ጓልኣንስተይቲ እትርከብ ጉጅለ መሃንድሳት ግን ኣብ ሓደ ሰዓት ክትተኣኻኸብ እትኽእል ኣይነበረትን። ምኽንያቱ እቶም ሓሙሽተ ካብ'ቶም ዓሰርተ ሓደ ኣባላት እታ ጉጅለ "ፕሮጀክት ሽዳ" ካብ ኣስመራ ወጻኢ ማለት ዓንደብርሃን ሃብቶም (ድባርዋ)፣ ረዲኣት ሃብተማሪያም (ዓረዛ)፣ ተስፋዝጊ ወልደጼን (ሃይኮታ)፣ ተወልደብርሃን ወልደሚካኤል (ከባቢ ሞልቂ)፣ ሓሽም እድሪስ (ናቕፋ) እዮም።

ብዝኾነ፣ ብጻይ ሱልጣን፣ ኣባላት ጉጅለ "ፕሮጀክት ሽዳ" ምስ መጽእዎ ሒዝምም ናብ ቤት ጽሕፈት ፕረዚደንት ከይዱ። ኣብ ሓደ ኦፊስ ኣቲዮም። ኣበይ ከም ዘለዉን እንታይ ከምዝግበሩን ኣይተረድኦምን። "ኣበይ ኢና ዘለና?" ዝዓይነቱ ቀባሕባሕ እናበሉን ንሓድሕዶም እናተጠማመቱን እንከለዉ ፕረዚደንት መጺኡ። ተደናጊሮም። ክገልጽዎ ዘይክእሉ ስምዒት ወሪርዎም። ከይተረድኦም ካኣ ሃሰስ እናበሉ ኮፍ ክብሉ ደለዩ። ፕረዚደንት፣ "ኢይ! ንኺድ ዲኣ ዘንደቀይ! ናይ ኮፍ ሰዓት ዘይኮነ፣ ንስራሕና ጸዊዕናኩም!" ኢሉ ሒዝምም ከይዱ። ናብ ቦታ ፕሮጀክት። ናብ'ታ "ኣብ ትግበረኣ የራኽበና" ዝበሎም "ፕሮጀክት ሽዳ" ንምትግባር ምስኦም ወፊሩ። ናብ'ታ ታሪኽ ገድሊ ክትገልጽ ሓወልቲ ንኽትኮውን ቤተ-መዘክር ኮይና ታሪኽ ክትሓቁፍ፣ ኣብ ውሽጣ ምስጢራዊ ህንጻ ቤተ-ቕርሲ ንኽተቕውም ብመንእሰያት ዝተሃንደሰት ቅርሲ ሽዳ ብሓባር ወፊሮም።

ግርማይ የሃንስ

# "ኣብ ጉዕዞ ትምህርቲ፣ እትቖጽሮ ዓመታት ዘይኮነስ እትሓፍሶ ፍልጠት'ዩ ወሳኒ" ነጃት ስራጅ

ብ'88' ኣብ ኣስመራ (ምህራም ጭራ) ተወሊዳ ዝዓበየት ነጃት፡ ናይ መባእታ፡ ማእከላይን ካልኣይን ደረጃታት ትምህርታ ኣብ ኣብያተ ትምህርቲ ፍረሂወት፡ ፍትሕን ሓርነትን ተማሂራ። ድሕሪ ናይ ዋርሳይ ይካኣሎ (ሳዋ) ናይ ትምህርቲ ጉዕዙኣ ናብ ኮለጅ ጥዕና ብምስጋር ኣብ ዝሓለፈ ኣዋርሕ ብማዕርግ ተመሪቓ። ንጉዕዞ ትምህርታን ካልእን ዝምልከት ድማ ከተዕልለና'ያ።

**• ምስ ህጻን ነጃት ቅድም ከተላልይና**

- ህጻን ነጃት ጸወታ'ምበር ትምህርቲ ዘይትፈቱ ዓይነት'ያ ነይራ። ኣብ ቀዳማይ ክፍሊ ብኽምዚ ስድራኣ ተሸግሮ ነይሮም። ኣደኣ፡ "እዛ ቖልዓስ መወዳእትኡ'ኸ ክትመሃር ዶ 'ምበርያ?" ዝበለትሉ ግዜ ነይሩ። ኣብ ካልኣይ ግን መሰረታዊ ለውጢ ኣምጺአ። ብሓንሳብ ምስ ሰለስተ ብሉጻት ተማሃሮ ተመዓራረያ።

**• ብኸመይ? እንታይዩ እቲ ምስጢር?**

- ቅንኢ። ምሳይ ኮፍ ዝብሉ ዝነበሩን መጻውተይን ብልጫ ወሲዶምስ ኩሉ ኣጣቒዑሎም። ወለዶም ተሓጉሶም ክንእድዎም፡ ክሓቕፉዎምን ክስዕምዎምን ምስ ረኣኹ ከም ስርዓት ቀኒኣ። ካብታ ግዜ'ቲኣ ድማ ተማዊተ። ኣብ ካልኣይ ክፍሊ ሳልሰይቲ ወጺኣ። ድሕሪኡ ዝነበረ ግን ቀዳመይቲ እናወጻእኹ'የ ደይበ።

**• ንተበስኺ ኢልኪ ዝሓፋዕክሉ ደረጃ ኣየናይዩ?**

- ከምዚ ኣቐዲመ ዝበልኩዎ ቅንእን ህልኸንዩ ናብ መንፈዓት ኣበጊሱኒ። ስድራይ ካኣ ኣሕጉስ ነይረ። ካብ ሻድሻይ ክፍሊ ንላዕሊ ግን እናለበምኩ ከይደ። ካብ'ዚ ክፍሊ'ዚ ድማ'የ ዝጅምሮ እቲ ናዓይ ኢለ ዝሓፋዕኩዎ።

**• ሰብ ኣብይዩ ክፍዕ ዘለዎ?**

- ኣብ ኩሉ። ብዚዕዳ ግን ኣብ'ታ ዝተዋፈረላ ዓውዲ። ተመሃራይ ኣብ ትምህርቲ፡ ሰራሕተኛ ኣብ ስርሑ። ሓረስታይ ኣብ ማሕረሱ፡ ሰብ ሓዳር ኣብ ሓዳሮም ወዘተ።

**• ናይ ክፍሊ መንፈዓት፡ ብልጫ ምውሳድ፡ ሓደ ዝኣንፈቱ ሰብን ዋርዲያ ብዘይብረትንዩ ዝቕይረካ ዝብሉ 'ለው'ዎ...**

- ንመንፈዓት ዋርድያ ወይ ሓለዋ ምቓም ሓላል'ዩ። ኣብዚ ግን ተዓጻጸፍን ጥበበኛን ክትከውን ጽቡቕ'ዩ። ኣፍልጦኻ ከተዕብዮ ወይ ኣብ ሓፈሻዊ ፍልጠት ዘተኮረ ከም ዝኸውን ክትገብሮ ጽቡቕ'ዩ።

**• ብኸመይ?**

- ስፍሕ ዝበለ ኣራእያን ኣተሓሳስባን ክህልወካ'ለዎ። ካብ ናይ ትምህርትኻ ወጺኻ ካልእ ዓይነት ጽሑፋትን መጻሕፍትን ከተንብብ ኣለካ።

**• ፍሉይ ረብሓ ንባብ እንታይ ዲዩ? ንስኺ'ኸ ከመይ ኔርኪ?**

- ከምቲ ዝበልክዎ ሓደ ዝኣንፈቱ ሰብ ካብ ምዃን የድሕነካ። ፍልጠትካ የበርኽ። ካብ ጸባብ ዓለም ናብ ገፋሕ ዓለም የውጽኣካ። ኣነ'ኻኣ ካብ ናይ ትምህርቲ ወጺኤ፡ ዝተፈላለዩ መጻሕፍትን ጋዜጣን የንብብ ነይረ። ኣብ ሓፈሻዊ ፍልጠት ካኣ ጠቒሙኒ።

**• ኣብ ሓፈሻዊ ፍልጠት ትውዳደሪ ኔርኪ ዶ?**



- ኣብ ቤት ትምህርተይን፡ ንቤት ትምህርተይን ወኪለ እወዳደር ነይረ። ዝተዓወትኩሉ ግዜ'ውን ነይሩ።

**• ሽልማት ገለኽ?**

- መዓት ጣቕዒት'ዩ። እቲ ዝዓበየ ሽልማት፡ ጣቕዒትን ሞራልን'ዩ። ሓደ ግዜ ግን ቴፕ ሪከርደር ተሸሊመ።

**• ማእከላይን ካልኣይን ደረጃታት ከመይ ተሰጊሮም?**

- ኣብ መንፈዓተይ ስድራይ ዓቢ ኣበርክቶዩ ነይሮም። ዋላ ዳኣ መበገሲ መንፈዓተይ ህልኸን ቅንእን ይንበሮምበር እዚ ንበይኑ እኹል

ኣይኮነን። ካብ ሻድሻይ ንላዕሊ ንነጀት ኢለ ማለት ተረዲኡኒ ክነፍዕ ክብገስ ከለኹ ገዛና ብስራሕን ኣገልግሎትን ማለት ብዝተፈላለየ ምኽንያት ክወጽኡ ከለዉ በይነይ ተሪፈ። ማለተይ ሓገዘይ ካብ ነብሰይ ጥራይ ኮይኑ።

ካብ ሽዑ ጀሚረ'የ ኸኣ ካብ ናይ ትምህርቲ ወጻኢ ከይተረፈ እናንበብኩ ክማወት ጀሚረ። ዳሓን ካኣ ተዋጺኦዮ። ኣይነከኹን። ጽቡቕ ተጓዒዘ።

**• ኣብ ትምህርቲ 9ይ-10ይ… ኣናበልኪ ክትፈቕዲ ከለኺ ሳዋ ኣናቐረበትኪ ትኸይድ ነይራ። ምድላዋትኪ ከመይ ነይሩ?**

- ኣብዚ… ሓያል ነብሰ-ዘተ የድሊ። እንተኼድካ ዓወት ተዘይ ኬድካ ዕንወት ምኻኑ ርዱእ'ዩ። ኣብ ናይ ትምህርቲ ዓወት እታ ወሳኒት መንገዲ ንሳ'ያ። ምስቲ ዝነበረኒ መንፈዓት ብመንገዲ ሳዋ ኣቢለ ናብ ዓወት ክሰግር ከም ዘለኒ ምስ ነብሰይ ተረዳዲአ።

- ኣቋራጭ የለን። እታ መንገዲ፡ ሳዋ'ያ። ግድን ካኣ ክትግበር ዘለዋ ስለዝኾነት ተዳሊየ ኪይደ'ያ።

**• ከመይ ተቐቢላትኪ?**

- ማለት'ሲ ክኸይድ ከም ዘለኒ ምስ ነብሰይ ተረዳዲአ'የ። መዛኑ፡ መሓዙት፡ መማህርቲ ኢ'ኻ ብሓደ ትኸይድ ዘለኻ። ቅድሜና'ውን ተኸይዱ'ዩ። ስለዚ ዝተራእየና ጸገም ኣይነበረን። ፋሕ መሰበሉና ግን ተጋይሽናን ተዳናጊሩናን። ክልተ መዓልቲ ከይጸናሕና ግን ምስ ተማሃሮን ሳዋን ተዋሃሂድናን ተመሓዚናን። ዓመት ምሉእ ካኣ ጽቡቕ ተዛዚሙ።

**• ካብ ሳዋ ዝኸሰብክዮ ኸ?**

- ምስ ባህልን ብዙሕነትን ትላለ። ፍቕርን ሕውነትን ተጥሪ። ኣብ ትምህርቲ ትተሓጋገዝ ብዓቢኡ ኻኣ ሓላፍነት ነብስ'ኻ ተሰኪምካ ነብስ'ኻ ትፍትሽ። ማለተይ፡ ኣብ ገዛ'ኻ ስድራ'ኻ'ዮም ጽላልካ። ኣብ ሳዋ ግን ባዕል'ኻ ኢ'ኻ ጽላል ነብስ'ኻ። ንነብስ'ኻ ናበይን ብኸመይን ተማእዝና ትፍተነሉ መድረኽ'ዩ። ስለዚ ጆሜትራ ናይ ነብስ'ኻ ባዕል'ኻ ምኳንካ ትፈልጠላ ዓባይ መድረኽ'ያ።

**• ማትሪክን ውጽኢቱን ከመይ ረኺብክዮ?**

- ብዝከኣለኒ ተዳሊየ'የ ኣትየዮ። ውጽኢቱ ግን ኣይግድን 3.2 ረኺበ።

**• ኣብ ምንታይ'ዩ እቲ ጸገም? እቲ ኩሉ መንፈዓት ዳኣ ናበይ ኣበለ?**

- ከምዚ ዝበልኩ'ኻ ተዳሊየ'የ ኣትየ። ኣብ መንፈዓት'ውን ጥርጥር ኣይነበረንን። ኣብ ሳዋ ከይተረፈ ካልኣይቲ'የ ወጺአ። ዕዳጋ ማትሪክ ግን ከምዝሓሰብኩዎ ኣይሃበንን። እቲ ጸገም ካኣ ዘይሸፈንኩዎ ኣግዲዑኒ'የ ዝብል።

**• ቀንዲ ኣገዳስነት ውጽኢት ማትሪክ፡ ዝደለኻዮ ዓውዲ ንኽትመርጽ ስለዝሕግዘካ'ዩ። ዝረኸብክዮ ነጥቢ ኣብ ምርጫ ጸሊዩኪ ዶ?**

- ክገርመካ'ሲ፡ ተቐዳዲመ እንታይ'ለ ሓቲተ መስለካ? "እዚ ነጥቢ'ዚ ኮሌጅ ጥዕና የእትወኒ ዶ?" "እው" ምስ ሰማዕኩ ቀሲነ'ምበር ሰምቢደን ሓሪቐን'የ። ዳሓር ግን፡ "ኣብኡ'ን ሽዑ'ን የራኽበና ዳሓን" ኢለ። ውጽኢተይ ኣብ ምርጫይ ዳኣ የእትወኒ'ምበር ኣብኡ ክትክእ'የ ኢዩ ነይሩ ሓሳበይ። ምኽንያቱ ኣብ ማትሪክ ዘይተጸበኻዮ'ውን ስለ ዝርከብ። ውጽኢት ማትሪክ ከምዚ ዝበልካዮ ኣብ ምርጫ'ኻ ንኽትኣቱ'ዩ ቀንዲ ኣበርክቱኡ። ድሕሪኡ ግን ካልእ ታሪኽ'ዩ ዝጅመር። ታሪኽ ማትሪክ ኣብቂዑ'ዩ።

**• ባህግኺ፡ ክትትኮኖ ትብህግዮ ማለተይ'የ፡ እንታይ ነይሩ?**

- ባህጊ ቁልዕነተይ እንተኾይኑ፡ ዓይነቱን ኣበየናይ ዓውድን'ኳ ተዘይተረዳኣኒ፡ ዩኒቨርሲቲ ኣቲ'ኻ ምምራቕ እብህግ ነይረ። ምስ ለበምኩ ግን ኪንዮ ማትሪክ ምኻድ ጥራይ ዘይኮነ ዝብህጎ ዓይነት ትምህርቲ ከይተረፈ ክፈሊ ጀሚረ።

**• ባህግኺ ንምንዳይ ኮሌጅ ጥዕና ኢኺ ኣቲኺ። እታ ዝበሃግክያ ዓይነት ትምህርቲኸ ረኺብክያዶ?**

- እወ ረኺበያ። ንሳ ኸኣ "clinical laboratory science" እያ።

**• መዓስን ስለምንታይን ኢኺ ብሂግክያ?**

- ኣብ ካልኣይ ደረጃ ዝኣተኹሉ ግዜ'ዩ። ኣብ ባዮሎጂ ብዛዕባ ባክተሪያ ክንመሃር ከለና፡ ባክተሪያ ከምዝሕምሙና ተረዲአ። ሓደ ሕቶ ግን ይገርመኒ ነይሩ። ብሚልዮን ዕጽፊ ንዓብዮም ፍጡራት ከመይ ገይሮም የሕምሙና? ዝብል ሕቶ።

ትምህርቲ፡ ማለት ክፍሊ እናወሰኽኩ ክኸይድ ከለኹ ኻኣ ብዛዕበኦም ብሓፈሻ ብዓይን'ኻ ብዛዕባ ዘይረኣዩ ፍጡራት ጸቒጡ ዝትንትንን ዘፍልጥን ዓይነት ትምህርቲ ኣብ ኮሌጅ ከምዘሎ ተረዲአ። ቀንዲ ምርጫይን ባህገይን ገይረ ኻኣ ሓሊመያ። ብውጽኢት ማትሪክ ኣብ ዘይተሓገሰኩሉ ሰዓት ብዛዕባ ኮሌጅ ጥዕና ዘሻቐለኒ ነጥቢ ካኣ እዚ'ዩ። ምስ ረኸብኩዋ ግን ቀሲነ። እነሃለኹ ኻኣ በታ ዘበሃግኩዋ ዓይነት ትምህርቲ ኣብ ዝሓለፈ ኣዋርሕ ተመሪቐ።

**• ትምህርቲ ኣቋራጭ መንገዲ ናብ ዓወት ክንብሎ ንኽእልዶ?**

- ወዲ ሰብ ካብቲ ክነብሮ ዝግበኦ (ኣሪጉ ክሳብ ዝመውት) ዘሎ ዕድመ ነቲ ኣብ ክፍሊ ወይ ትምህርቲ ዘልዕሎ ዓመታት ጸብጺብና ክንብሎ ንኽእል ኢና። ምኽንያቱ ሓደ ወዲ ሰብ ኣብ መንገሎ ዘጋጥምመ'ኻልፋት ገዲፍና ሰብዓ ሰማኒያ ዓመት ክነብር እንተ ገምጊምና'ሞ ዓሰርተ ገለመለ ዓመታት እንተተማሂሩ እቲ ዝበዝሐ ዓመታት ኣስተማቓሪ ፍረ ትምህርቱ ይኸውን ኣሎ። ከምዚ ክብል ከለኹ ግን ትምህርቲ ወዲ ሰብ ኣብዘን ዓመታት እዚኣተን ይውዳእ ማለተይ ኣይኮንኩን። ትምህርቲ መወዳእታ የብሉን። ኣብ ጉዕዞ ትምህርቲ፡ እትቖጽሮ ዓመታት ዘይኮነስ ትሓፍሶ ፍልጠት'ዩ ወሳኒ። ፍልጠትካ ናብ ኩሉ መኣዝን ዘሳፍሐ ክኸውን'ውን ተመራጺ'ዩ።

**• መንፈዓት ከመይ ኢኺ ክትገልጺያ?**

- ኣብ ዝተዋፈርካዮ ሜዳ ብዓወት ምውጻእ። ካብ መወዳድርትኻ ጸብለል ምባል ማለት'ዩ።

**• ዓወት ከ?**

- ትሓልሞ ነገር ምርካብ። ክትትኮኖ ትደሊዮ ምኻን። ሸቶ'ኻ ምህራም ወዘተ

**• ህሉው ስራሕኪ እንታይ'ዩ?**

- ኣብ ኮሌጅ ጥዕና፡ ኣብቲ ዝተማሃርኩሉ በቲ ዝተመሃርኩዎ ሞያ ከም መምህር ኮይነ እሰርሕ ኣለኹ።

**• ዳሃይ እቲ ናብ'ዚ ሞያ'ዚ ዘእተወኪ 'ባክተሪያ' ኸ እንታይ ኣሎ?**

- ሃሃሃ… ቀጻሊ ኢና ንራኸብ። ንሱ

ኢልካ፡ በዓል (wbc,rbc) ብሓደ ኢዩ ምውዓልና።

**• ከም ሓኪም መጠን ክሓተኪ ዝደልዮ፡ ጉዳይ ኤይድስ'ዩ። ከም ዘሎ ዘይፈልጥ የለን። ሰብ ግን እናፈለጠ ይኸዶ'ሞ ኣብ ሓደጋ ይወድቕ። 'ታይ ኮን ይኸውን'ቲ ምኽንያት?**

- እዚ ናይ ርዳኢት ጉዳይ'ዩ ጥራይ ኢኻ ትብሎ። ጸድፊ ኣሎ እናበልካዮ ዝጸደፊ ሰብ'ሞ 'ታይ ክትብሎ ኢኻ? እቲ ርድኢት የዕሪዩ ክሳብ ዝዓቢ ግን ጕስጓስ ወሳኒ'ዩ። ኩሉ ሰብ ግን ነንኩብሱ 'ተዝፈቱ ጽቡቕ ነይሩ። ማዕረ ማዕረኡ ንኻልእ ምሓለየ'የ ዝብል። ብግዚያዊ ስምዒታት ከይተታለሉ ምንባሮም ትርጉም ንኽህልዎ ክጽዕሩ ጥራይ ምመኽርኩዎም። ዋርዲያ ክትገብረሎም ኣይትኽእልን። ሕልንኦም'ዩ ዋርዲያኦም።

**• ብዙሕ ግዜ እንተስተባሂልናሲ፡ ኣብ ትምህርቲ እቶም ሽጉራት (ብቑጠባ) ካብቶም ርኹባት (ደቂ ሃብታማት) ዝሓፍፁ ኮይኖም ንረኽቦም ብኸመይ'ዩ?**

- ድኻ ኣማራጺ የብሉን። በታ ዝረኸባ ናይ ትምህርቲ ዕድል ክሓፍፅን ክዕወትን ኣለዎ። ሃብታም (ወዲ ሃብታም) ግን ሃብቲ ስድርኡ'ዩ ከም ኣማራጺ ዘቐድም። ብዙሕ ነገራት ክረክብ'ዩ። ንትምህርቲ ኻኣ ከም ኣማራጺ'ምበር ከም ወሳኒ ኣይወስዶን። ኣብዚ ግን ወለዲ ወሳኒ ተራ'ዩ ዘለዎም።

**• ተማሃራይ ክሓፍፅን ከንብብን... ከመይ 'ዝበለ ሜላ'ዩ ክህሉ ዘለዎ?**

- ቀንዲ ክተባባዕ ኣለዎ። ብፍላይ ኣብ ንእስነቱ። ድሌታቱ እናማላእካ ክተትሕዞ ኣለካ። ድሕሪኡ ከም መሰረቱ ማለት'ዩ። እናተረድኦን ዕላምኡ እና ኣነጸረን ክኸይድ'ዩ። ኣብ ንባብ'ውን ብብቑሩብ ኢኻ ኩተለማምዶ ዘለካ'ምበር ኣንባቢ ምእንቲ ክኸውን ሓፍ ኣቢልካ ኣብ ባሕሪ ንባብ ኣይትድርብዮን ኢኻ። ከም ምሕምባስ ማለት'ዩ።

ኣብ ንባብ፡ ኣብያተ ትምህርቲ ወሰንቲ'የን። ብፍላይ ናይ መባእታ። ኩላተን ካኣ ቡክ ክለብ ክዕቢያ ኣለወን። ወለዲ'ውን ከምኡ ወሰንቲ'የም። ኣብ ትምህርቲ ዘየለው ኻኣ ክጉስጉሱ ኣለዎም'የ ዝብል።

**• መዓስ ኢኻ ኩተንብብ ዘለኻ?**



**ዓይነቱ'ኸ?**

- ዝኾነ ሰብ ኣብ ዝኾነ ግዜ ከንብብ ይኽእል'ዩ። ኣብ ዝመችኦ ግዜ። ናይ ልምዲ ጉዳይ 'ተዘይኮይኑ ግዜ ኣይፈልን'ዩ። ተንብቦ ዓይነት'ውን ከም ባህግኻን ዝምባለኻን'ዩ ክኸውን ዘለዎ። እቲ እኹል ሰብ ክመርጽ ይኽእል'ዩ። ንናኣሽቱ ግን ወለዶም'ዮም ክመርጹሎም ዘለዎም።

**• ሓያል ጸላዊ መን'ዩ? ሕማቕ ሰብ ዋላስ ንፉዕ ሰብ?**

- ሓያል ጸላዊ ዳኣ ሕማቕ ሰብ'ምበር። ምኽንያቱ ሕመቕ ቀሊል'ዩ። መንፈዓት ግን ከቢድ'ዩ። ውጽኢት መንፈዓት ምቁር'ዩ። ክትበጽሖ ግን ከቢድ'ዩ። ተጻጊምካን ተሻጊርካን፡ ጸወታን ናይ ንእስነት ነገራትን ወፊኻን ኢኻ ትረኽቦ። ተተኺልካን ተማዊትካን ኢኻ ትረኽቦ። ሕመቕ ግን ክትረኽቦን ክትኮኖን ዝሓተካ መስዋእቲ የለን።

ክትሓምቕን ክትነፍዕን ሓይሊ ሓንጎልካ ወሳኒ'ዩ። ኣብ ሕመቕ ዘለው ነገራት ጥዑማትን ኣዕሽዑትን'ዮም። ነዚኣቶም ከኣ ሽዑ ኢኻ ትረኽቦም። ውጽኢቶም ወይ ካኣ እቲ ዕንወቶም ግን ተዋህሊሉ'ዩ ዝመጽእ። ውጽኢት መንፈዓት ግን ምስ ለፋዕካ ኣብ መወዳእታ ትረኽቦ ምቁር ዓወት'ዩ። ስለ'ዚ መዘናኻ ወይ ማሓዛኻ ከመይ ዓይነት'ዩ ምፍላጥ ከድልየካ'ዩ። ኣብ ምምራጹ ኻኣ ጥንቃቐ ማለት'ዩ። ሕማቕ ሰብ ኣይትቕረብ ወይ ኣይትፍለጥ ማለተይ ኣይኮነን። ኑቲ ሕማቕ ናባኻ ተምጺእካዮ ጽቡቕ። ናብኡ ዝወስደካ ተኾይኑ ግን ግናይ ስለዝኾነ ዘዋጽኣካ ኢኻ ትገብር።

**• ነገረ ምሕዝነት ካብ ኣምጻእኪ፡ ምሕዝነት ናይ ኣንጻር ጾወታ ከመይ ትርድእዮ?**

- ርሕቀቱ ዝሓለወን ዕላምኡ ዘነጸረን ምሕዝነት ኣይጽላእን'ዩ። ዓይነት'ውን ኣለዎ። ናይ ስራሕ መሓዛ፡ ናይ ትምህርቲ መሓዛ...። ንሱ ከም ወዲ ይርእየካ፡ ንስኻ ከም ጓል ትርእዮ። ትመኻኸር፡ ትተሓጋገዝን ትተሓላለን እንተኾይንካ ካብዚ ዝዓቢ ቁምነገር የለን።

**• መብዝሕቱኡ ግዜ ግን ብምክስሳር ይዛዘም**

- ዕላምኡን ርሕቀቱን እንተስሒቱ ግድን ምክስሳር ኣሎ። ንጹር ተኾይኑ ግን ይቕጽል'ዩ።

**• ዋላ ጽቡቕ እናተጓዓዝካ ከለኻ፡ ኣብ መንጎ ሓዳር ምግባር ይመጽእ። እታጓል መሓዙት ኣውዳት ትኸስር። እቲ ወዲ'ውን ከምኡ። ኣብዚ ኸ ብኸመይ ክቕጽል ይኽእል?**

- ኣብዚ ... መጻምድትኻ ወሳኒ ተራ'ዩ ዘለዎ። ዝድግፎ ተኾይኑ ምሕዝነትካ ትቕጽሎ። ከምቀደምካ ትራኸብ። እንተኾነ ግን ግዜኻ'ውን ክድርተካ ስለዝኾነ ከም ቀደምካ ክትከውን ኣይትኽእልን። ምስ ወዲ ይኹን ምስ ጓል ግን ርሕቀትካ ሓሊኻ ዕላማኻ ኣነጺርካ ምኻድ ጽቡቕ'ዩ። ዓሰርተ ግዜ ጉያ ጉያ ትርጉም የብሉን።

**• ኣብ ኣኩዳድና ደቀንስትዮ ዘለኪ ኣራእያ ኸ?**

- ገሊኣንስ የኽፈኣ'የን። ፉሽን የዕሽወን። ኩዳና ድቪዝኣ ምኻኑ እንተፈሊጣ ጽቡቕ'ዩ። ኣኩዳድናና መግለጺና'ዩ። ኣተኩሮ ዝስሕቡ ዓደምቲ ኣካዳድና ተዘየዘውተርና ጽቡቕ። ንኩብስና እንተመሰልና ዝበለጸ ኢዩ ምበልኩ።

**• ናይ መጸኢት ነጃት ከመይ ትረኣየኪ ኣላ?**

- ዶክተር ተባሂላ ብላባራቶሪ ዝካየድ ፍሉይ ምርምራዊ መጽናዕቲ ተካይድ ኣላ።

**ግርማይ ዮሃንስ**

# ሞያን መንእሰይን

## ሞያን መኻይዱን

ኢ.ንጅ. ምሉእብርሃን ሃብታይ

• "ኣንታ እዚ ሰብዚ እቲ ስርሑ ኣስተውዒልካሉ'ዶ? ምስዚ ወዲ'ዚ ዘሎ ሓንሳልን ጥቡብን መቸም ንበይኑ'ዩ። ኢደ ሰለሞን ደዮም ዝብሉ ኣቦታት።"

• "ብቕዓት ደኣ መሊኡ! እንታይ እሞዩ፡ ንምንታይ ክዓብስ?"

• "እንታይ ዓይነት ኣበር ኢኻ ክተውጽኣሉ ደሊኻ ወደይ?"

• "ማለትሲ፡ ንስኻ ንሓንቲ ስራሕ ቆንጪልካ ኢኻ ትርኢ ዘለኻ። ኣነ ግን ነታ ህይወቱ ብምልእታ ክርኣ ምደለኹ።"

• "ናብ ጓል መንገዲ እንዶ ኣይተሳግሰና! ኣነ ብዛዕባ'ቲ ዝረኣናዮ ስራሕን ጽፈቱን ይዛረብ፡ ንስኻ ኸኣ ካልእ።"

• "ካብ'ዛ ስራሕ እዚኣ ንላዕሊ፡ ካልኦት ክፋላት ህይወት ናይ'ቲ ሰብ የም ዘገድሱኒ። ቀጻልነት ናይ'ቲ ኣእምሮኣዊ ብቕዓቱን ዕላማ ስራሑን ናበይ ገጹ ከምዝብል ስለዘሰክፈኒ ኸኣ፡ ብዘይ ሕብእብእ ይነግረካ ኣለኹ። ብዘይ ዕረፍቲ ምስ መስተን ሽጋራን ዝውዕል፡ ምስ ሓዳሩን ደቁን ተፋላልዩ ዝነብር፡ ምስ ኩሎም ስድራቤቱ ጥዕና ዘለዎ ዝምድና ዘይትርእየሉ፡ እቶም መሰረታውያን መትከላት ናይ ህይወቱ ዘይንጹራት፡ ዝኾኑ ሰብ፡ ነዛ ሒዝዋ ዘሎ ናይ ስራሕ ብቕዓት፡ ክሳብ መዓስ ክዕቅባ ይኽእል? ንህንጻት ዲዩ'ኸ ንዕንወት ክጥቀመላ? ካብ ስራሑ'ኸ ዕግበት ክረክብ ዲዩ?...ወዘተ ኢለ ምሕሳበይ ነውሪ ኣይመስለንን።"

* * * *

ኣንፈት ኣርእስትና ናበይ ገጹ ምዃኑ ዘንክስኩ ይመስለኒ። ምስ ጉዳይ ሞያ ተኣሳሲሮም ክለዓሉን ክበርሁን ዝግባኦም መኣዝናት ህይወት ከምዝለዉ ንምዝኽኻርዩ። ንኸምዚ ዝኣመሰለ ሕቶ ህይወት ዝተንተኑን ኣእምሮ ሰባት ዘቓቕሕ ጽሑፋትን ኣስተምህሮታትን ዘበርክቱ፡ ኣዝዮም ብዙሓት ሊቃውንቲ ስኡልቦና ኤሮምን ኣለዉ'ን። ንለሚ፡ ስተፈን ኮቪይ ዝተባህለ ሓደ ካብኣቶም ንዝተጠቕመሉ ኩርናዕ ክንጥቀም ኢና። ንሱ ነቲ ብዙሕ ጽልዋታት ዝለበሮ ዴል ካርኒ ደሓን ኩን ዘበሎ ሰብ ኢዩ። ህይወትና ኣርባዕተ ብማዕረ ክንደቑን ብቐጻሊ ክሕደሱን ዝግበኦም መኣዝናት ከምዝለውዋ ኢዩ ዝጠቕስ። ኣብ'ዞም ኣርባዕተ መኣዝናት ዘሎ ተማጣጣኒ ሚዛን ናይ ምሕላው ክእለት ድማ፡ ከም ቀንዲን መፈለሚን ናይ ኑብሱ ምሕደራ ጥቡብ ይውሰድ።

ሀ. ኣካላዊ ለ. ማሕበራዊ ሐ. ኣእምሮኣዊ (ሞያ) መ. መንፈሳዊ

ሀ. ኣካላዊ፦ ነቲ ዝረአ ኣካላትካ፡ ዝተመጣጠነን ቅቡል ዝበሃልን መግቢ ምምጋብ፡ ጽሬት ኣካላት ምዝውታር፡ ኣብ እዋኑ እኹል ዕረፍቲን ምዝናይን ከምዝረክብ ምግባር፡ ምንቅስቓስ ኣካላት ምዝውታር፡ ጎዳእቲ ዝበሃሉ ንጥረ-ነገራት ከይኣትውኻ ምክልኻል...ወዘተ ዝኣመሰለ ኢዩ። እዞም ንጥፈታት እዚኣቶም ኣብ'ዚ ጽሑፍ ክትረኣም ከለኻ፡ ሓደ ሳልሳይ ክፍሊ ዘይወደአ ንእሽቶ ቆልዓ'ውን እንተኾነ ኣንቢቡ ኣቢሉ ንኽርደኦም ዘጸግሙ ኣይኮኑን። እንተኾነ ኣብ ነኣሽቱስ ይትረፍ፡ ኣብ'ቶም፡ ዓቢና ኢና፡ ጎሪሕና ኢና፡ ትርጉም ህይወት ፈሊጥናዮ ኢና፡ ልዕሌና ዝፈልጥ ክንደየናይ ከይርከብ... ወዘተ ኢልና ንምካሕ ሰባት እኳ፡ እቲ ስሩዕ ዝበሃል ኣካላዊ ምሕደራ ክመዝበል ኢዩ ዝረኣ።

ሓደ ዝቐለለ ኣብነት ንወሰድ። 'ኣካላዊ ምንቅስቓስ ምዝውታር' ዝበሃል ጠባይን ልማድን። ሓኪይም ብዛዕባ'ዚ ብዙሕ ስለዝበሉ ብዛዕባ ኣገባቡን ጠቕሙን ምግላጽ ኣብ'ዚ ጽሑፍ'ዚ ዘድሊ ኣይመስለንን። መበገሲናስ፡ እዚ ቀሊል ዝመስል ነገር ምስ'ቶም ካልኦት ረቀቕቲ ትሕዝቶታት ህይወት ዘለዎ ምትእስሳር ንምርዳእ ኢዩ። እዚ ጠባይ'ዚ፡ ኣብ ህይወት እወንታዊ ኣረኣእያ ናይ ዘለዎም ሰባት፡ ሕማም ከይመጾ ኣርሒቖም ክከላኸልዎ ናይ ዝፍትኑን ንምኽሪ ሓኪይም ዝሰምዕ እገዚኢ ናይ ዘለዎምን ሰባት፡ ሎሚ ኣብ ባይታ ንዘየለ ነገር ኣስተውዒሎም ክርኣዩ ናይ ዝኽእሉ በሳሕቲ ሰባት፡ ጠባይ ምዃኑ ንምእማን ክሕግዝ ዝተሳዕለ ኣብነት ኢዩ።

ንኣካላትና ግን ስለምንታይ ኢዩ ክንክብንን ሓለዋን ዘድልዮ ዘሎ? ንኣካላትና ምምሕዳርከ ምስቶም ካልኦት ክብረታት ህይወት እንታይ ኢዩ ዘተኣሳስሮ ዘሎ? ምኽንያቱ ኣካላትና፡ ነቲ ማሕበራዊ፡ ኣእምሮኣዊን መንፈሳዊን ንጥፈታት ወዲሰብ ዝነብር ረቂቕ ኣካል ህይወት (Software) ተሰኪሙ ናብ'ቲ ክበጽሖ ዘለዎ ቦታ ዘብጽሕ (Hardware) ስለዝኾነ። እቲ ኣካላትካ ጥዕዩ ነቶም ትደልዮም ንጥፈታት ህይወትካ ክተተግብር ከኽእለካ ኣለዎ። እንተዘየኽኢሉካ ካብ ኩሉ ነገር ትብኩር ኣሎኻ ማለት'ዩ።

ናብ'ቲ ካልኣይ ክፋል ቅድሚ ምስጋርና ግን ተማሊእናያ ንኸይድ ሓንቲ ሓሳብ ኣላ። ብኣካላዊ ምንቅስቓስን ምዕሩይ ስርዓተ ኣመጋግባን ተሓጊዞም ጽቡቕ ቆመና ዝሓዙ ሰባት፡ ኣብ ህይወቶም እቲ ምስጢር ጥዕናን ዓወትን ዝብልዎ ከምዝረኸብዎ ክዛረቡ ስለዝሰምዑ ዝመጸት ሓሳብ'ያ። ነቲ ምስጢር ሚእቲ ካብ ሚእቲ ዘይኮነስ ሓደ ርብዑ ከምዝሓዝዎ ምዝካር። ስለዚ፡ እዚ ኣካላዊ ምሕደራ ምስ'ቶም ካልኦት መኣዝናት ህይወት ዝበልናዮም ኮይኑ ኢዩ ንህይወትና ዘመቕራ።

ለ፡ ማሕበራዊ፡ እዚ ምስ ካልኦት ሰባት ብዘለና ዝምድና ዝንጸባረቕን፡ ብምልምማድን ብትምህርቲን ክምዕበል ዝኽእል ጥቡብ ህይወት'ዩ። ብውልቅኻ ምስ

ሕግታት ናይ ተፈጥሮን፡ መምርሒታት ስነ-ህይወትን ተሳኢኻ ምስ እትኸይድ ተንጸባርቖ ነገሮዩ። ስኢት ኣብ ውሽጢ ነብስኻ እንተዘየለይ ምስ ካልኦት ተሳኢኻ ክትነብርን ክትዓይን ኣይትኽእልን ኢኻ። መጀመርታ ሰላምን ፍቕርን ምስ ነብስኻ። ብድሕሪኡ ምስ በዓልቲ-ቤትካ ወይ በዓልቤትኪ፣ ምስ ደቅኻ፣ ምስ ኩሎም ስድራኻ፣ ምስ መሳርሕትኻ፣ ምስ ኣዕሩኽትኻ፣ ምስ ደቂ ዓድኻ፣ ምስ ደቂ ሃገርካ፣ ምስ ደቂ-ሰባት፣ ምስ እንስሳታትን ካልኦት ፍጡራትን…ወዘተ እናበለ ይቕጽል።

ምስ ሰብካ ሓዘንን ሓጎስን ምክፋል'ውን ኣለዎ። ንኣብነት መዓልቲ ናጽነት እንተኾይኑ ምስ ህዝብኻ ምዕንዳር፣ መዓልቲ ዝኽሪ ሰማእታት እንተኾይኑ'ውን ኣብቲ ውሽጡ ኣቲኻ ንሱ ዝሓተካ ነገራት ምምላእን ብምሉእ ስሚዒትካ ምንቅስቓስን ዘጠቓልል ኢዩ። ምእንቲ'ቶም ተፍቅሮም ኢልካ ዘለካ ነገራት ክተካፍልን ባህ እናበለካ ክተወፊን ክትስዋእን ምኽኣል ከኣ ኣለዎ። ብሓሰሻኡ፣ ኣብ ቤትካ፣ ከባቢኻ፣ ቦታ-ስራሕካ …ወዘተ ንዘለዉ ነገራት ዋንነትን ፍቕርን ተሰሚዑካ ክትንቀሳቐስ ከለኻን፣ ኣብ ሓባራዊ ጉዳያት ምቕሉል ኣበርክቶ ክትገብር ከሎኻን፣ ዘሎ ጥበበ ህይወትዩ። እዚ ኣብ ሓባራዊ ምምልላእ ምስ ኣመንካ ትድይብ ደረጃ ኮይኑ፣ ቅድሚኡ ግን ብውልቅኻ ናጻ ምኳንካ ዝጠልብ ቅድመ-ኩነት ኣለዎ። ብብውልቆም ናጻ ዘይኮኑን፣ ኣነ ይብልጽ ንስኻባ ትጎርሕ፣ ቅልጽመይ ይሕይል ናትካባ ይትርንዕ፣ ስልጣነይ ይዓቢ ናትካባ የድምዕ፣ ጁባይ ይሃጥር ናትካባ ይመልእ … ወዘተ ዝዓይነቱ ንተፈጥሮ ዘዋገድሳ ህልኽ ዝተጸምዱ ኣካላት ሽርክነት ክምስርቱ ስለዘይክእሉ።

ፍቕሪ ዝብልዋ ቃል ኣብ ትሕቲዚ ኣርእስቲዚ ኢያ ትመጽእ። ብዙሓት ሰባት፣ ዝበዝሐ ካብኣቶም ስነጥበበኛታት፣ ብብዙመስሎም ንፍቕሪ ክገልጽዋ ይፍትኑ። ፍቕሪ ኩሉ ኢያ! ፍቕሪ ህይወት ኢያ! ብዘይ ፍቕሪ ህይወት የለን! …ወዘተ። ብዚ ሒዝናዮ ዘለና ኩርናዕ መሰረት እንተኾይኑ ከኣ፣ ፍቕሪ ክትህብን ክትቅበልን ምኽኣል ሓደ ካብ ኣርባዕተ ክእለታት ምኳኑ ኢዩ።

ሐ፣ መንፈሳዊ፣ እዚ መሪሕ ህይወት ዝኾነ መኣዝን ኢዩ። ኮምፓስ ክንብሎ ንኽእል። ዕላማን ትርጉምን ናይቶም ካልኦት ንጥፈታት ህይወትካ ኣብ በሪኽ ኩንካ ክትርኢ ምኽኣል ድማ ይጠልበካ። እዚ መኣዝን እዚ፣ ብዙሕ ብምስራሕን ብምጽዓርን ዝምዘን ኣይኮነን። እኳ ደኣ ንጥፈታትካ ኣቋሪጽካ፣ ዝግ ብምባል ትፍጽሞ ውሽጣዊ ዕዮ ኢዩ። ትርጉም ህይወት ንዓኻ እንታይ ምኳኑ ካብ ነብስኻ ትፍትሽሉ። እቶም ተካይዶም ዘለኻ፣ ኣካላዊ፣ ኣእምሮኣዊን ማሕበራዊን ንጥፈታት ናብቲ ትርጉም ዝበልካዮ ገጽም ይወስዱኻን ኣይወስዱኻን ትግምግመሉ መስርሕ።

ኣብ ህይወት ብዙሕ ንጥፈታት ክትፍጽም ምኽኣል ህርኩትና ንብሎ። ህርኩት ሰብ ምኳን ኣብኮታዊ ጠባይ ምኳኑ ከኣ ብዙሕ እዋናት ተማሂድናሉ ኣሎና። እዚ ግን መተካእታ ናይ ቅኑዕ ነገራት ምፍጻም ክኸውን ኣይክእልን። ከም ሰብ እቶም ንጥፈታትካ ይውሓዱ ይብዝሑ ብዘዋገድስ፣ ኣብ ቅኑዕ መኣዝን ምህላዎም ምፍላጥ እቲ ዝበለጸ ኢዩ። ነዚ ንኽሕግዘና ተባሂሉ፣ ምሁራት ስነ-ልቦና፣ 'ኣብ ህይወትካ እቲ ናይ መወዳእታ ክትበጽሖ ትደሊ ነገር ኣብ ኣእምሮኻ ቅረጾ' ይብሉ ኢዮም። ብጥቕሉሉ፣ ኣብ ህይወትካ ዕላማ ምህላው ማለትዩ። ዕላማኻ ከይጠፍኣካን ኣብ መንገዲ መኣዝንካ ከይትስሕትን ድማ፣ እቲ ነገር ኣብ ርእስኻ ኣጸቢቑ ክሳብ ዝውቀር ንነብስኻ ብቐጻሊ ምዝኽኻር የድሊ። እዚ ቀጻሊ ነብሰ ምዝኽኻር መዓልታዊ ጸሎት ወይ ውሽጣዊ ትንተና ነፍሲ የድልዮ።

ሓደ ብመንፋዓት ዓይኒ ዘውድቕኩሉ መንእሰይ ኔሩ። ኣብ ሓጺር እዋን ብዙሕ ስራሓት ብምልኩት ክሰርሕን ደሓን ዝኾነ ኣታዊታት ክገብርን ስለዘስተወዓልኩ ኣደንቒዮ። ከዕልሎ ድማ ወሲነ። ዕላሉ ግን


ስእሊ፡ ብኤፍሬም ሃብተጽዮን

ካብ ትጸቢተይ ወጺኢ. ሓሳፍ ዘሳፍ ዘለዎ ኮይኑ ጸኒሑኒ። ንዑኡ ብዘይካ ስራሕካ ገንዘብ ምምጻእ ካልእ ነገራት ኩሉ ብሳሽ ምኳኑ ኣረዲኡኒ። ንዕሳልን ሃጠው ቀጠው ዝበሎም ካልኦት ንጥፈታትን ዝኾውን ተረፍ ግዜ ከምዝይብሉ ሓቢሩኒ። ምሳይ ዘዕልለለን ዝነበረ ደቓይቕውን ከም ናይ ክሳራ እዋናት ጠቒስወን። ኮፍ ኢልካ ብዛዕባ መኣዝን ጉዕዞ ህይወትካ ምሕሳብ ንዑኡ ክሳራ ናይ ግዜ ዘስዕብ ኮይኑ። ብኡብሰ ምትእምማን ይምልስ፡ ሓድሽ ነገር ክሰምዕ ድማ ዘይደሊ።

ስራሕካ ንብረት ምጥራይ፡ ንሱብ ክብረት ምኳኑ ደኣ መዓስ ኮን ተኾሂኑ በጺሕዎ ይኾውን? ምኽንያቱ ንምሕሳብ ኮነ ንምጽላይ ዝኾውን ግዜ ከምዝይርከቦ ኢዩ ዝሕብር። እታ ምስራሕ ዝብላ ዘሎ እንቋዕ እኳ ምስራቕ ኣይኮነት። ግን ኣብ ጥቓ ስርቂ ኢዩ ዘሎ። ምኽንያቱ እቲ ቀዳማይ ረቛሒ ገንዘብ ኢዩ። ገንዘብ ብስራሕ ኣብ'ቲ ዝተደልየሉ እዋን ክመጽእ እንተዘይክኢሉ ብስርቂ ተወሲኹዎ ክመጽእ ዝዓበየ ተኽእሎ ኣሎ። ብዛዕባ ዕላማ ህይወቱ ብሓፈሻ ዘይተመለሱ ሕቶታት ኣለዉ። ካልኦት ሰባት ይኸድዎ ኢዮም ብዝተባህሎ ጎደና ኢዩ ዝኸይድ ዘሎ። ከም ትዕዝብተይ እንተኾይኑ ኣብቶም ንጥፈታት (ሞያዊ) ጥራሕ ተጸሚዱ፡ እቲ መሪሕ ህይወት ኣየስርሖን ዘሎ።

ስለዚ፡ እዚ መሪሕ ክፋል ህይወትና ዝኾነ መንፈሳዊ ህይወት ዝጣበኣ ግዜ ምስ እንህቦ፡ ህይወትና ኣብ መወዳእታ እንታይ ምኳና ናብ ዘጽሩ ሕቶታት እንተ ኣድሂብናን፡ ኣብ'ቶም ካልኦት ንጥፈታት ህይወትና ሓይሊ ንረክብ። ነገራት ናይ ምፍጻም ዓቕሊ ንረክብ። ስራሓትና ዝተወጠነሉ ሸቶታት ይሃርም። ምኽንያቱ እዚ፡ ኑቶም ካልኦት ንጥፈታት ልክዕ ከም ጽላል ኢዩ።

መ. ኣእምሮኣዊ (ሞያዊ)፡ ሐዝናዮ ዘሎና ዓምዲ ብቕንዱ "ሞያን መንእሰያትን" ዝብል ብምኳኑ ብዛዕባ'ዚ መኣዝንዚ ብዙሕ ዝተባሃሃልናሉን ዝሓሰብናሉን ይመስለኒ። ዝበዝሑ ካብ'ዞም ኣብ'ዚ ዓለምዚ ዝወሃቡ ትምህርታዊ ኣገልግሎታት'ውን ነዚ መዳይ ናይ ህይወትና ንኹብልሑ ዝተዳለዉ ኢዮም። በዚ መጺእናዮ ዘሎና ኩርናዕ መሰረት፡ እቲ ዝያዳ ክንጸር ዘለዎ ኣብ መንጎ፡ ኣእምሮናን ኣካልናን፡ ከምኡ'ውን ኣእምሮናን ማሕበራዊ ህይወትናን ዘሎ ዝምድና ኢዩ።

እዚ መኣዝን ህይወት፡ ከም ሰባት ኣብ እንካይዶም ስራሓት ንእነርእዮ ውልቃዊ ብቕዓት ዝምልከት'ዩ። ገለ ሰባት ንሞያ ከም ናይ ኢድ ውሕልነት ወይ ምልከት ጌርም ክገልጽዎ ይኽእሉ ኢዮም። እንተኾነ ዝኾነ ስራሕ፡ ብኢድ ዝስራሕ ይኹን ብእግሪ ብዘየገድስ ብትእዛዝ ናይ ኣእምሮ ስለዝኸይድ፡ እቲ ቡቲ ሞያ ዝያዳ ክጽረብን ክበልሕን ዘለዎ ኣእምሮ ኢዩ። ስለዚ ብዛዕባ ዝኾነ ሞያ እንተሓሲብና ኣእምሮ ናይቲ ሰብ ክሳብ ክንደይ ኣብ'ቲ ጉዳይ በሲሉን ተማራሚሩን ኢዩ'ቲ ኣውራ ዘገድስ። እቲ ኣካላዊ ነገራት ባዕሉ ስዒቡ ዝመጽእ ኢዩ። ኣቐዲምና ከምዝጸርናዮ፡ እቲ ኣካልና ኣእምሮ ንዝኣዞ ስራሕ ብዋዘኡ ንኽየዕምም፡ ብኣካላዊ ምሕደራ ተጸሪቡ ድሉው ኮይኑ ክጸንሕ ጥራይ ኢዩ ዝደሊ።

ኣእምሮኣዊ መዳይ ናይ ህይወትና እነማዕብለሉ ዝዓበየ መንገዲ ብትምህርቲ ኢዩ። ዝዓበየ ክፋሉ ቡቲ ስሩዕ ትምህርቲ ክርከብ ዝከኣል ኢዩ። ምስኡ ስዒቡ ዝመጽእ ግን፡ ምሩጻት ትብሎምን ንሞያኻን ኣእምሮኣዊ ብቕዓትካን ዘማዕብሉ መጻሕፍቲ ብቐጻሊ ምንባብን ምሕዳስን ኣለዎ። ንምኩራትን በሳሕቲን ዝበልካዮም ሰባት ብትሕትና ምውካስ፡ ኣብ ስራሕ ኣሰር ኣብኪታውያን ዝበልካዮም ሰባት ምኽታል (ቡቲ ዘድልየካ መንገዲ ማለት'ዩ)፡ ንሰባት ብፍላይ ከኣ ንመማህራንካ ኣነ ካባኹም ይፈልጥ ከይበልካ ጽን ኢልካ ምክትታል …ወዘተ ዝኣመሰለ ንጥፈታት'ውን ኣይሰኣኖን ኢዩ። ብሓፈሻኡ እወንታዊ ኣተሓሳስባ ንዘለዎም ሰባት፡ ኣብ'ዚ መዳይዚ ኑበሶም ንኸማዕብሉ ኣዝዮም ብዙሓት መንገዲታት ከምዘለውዎም ርዱእ ኢዩ። እቲ ዝበለጸ ካብኡ'ም ግን ኑበስኻ ባዕልኻ ምስልጣን እንተለሚድካሞ፡ ምሩጻት ዝበልካዮም መጻሕፍቲ ኣብ ኩብሕኻ ክርከቡ ከለዉ ኢዩ።

ኣብ ሞያዊ ስራሑ ብቑዕን ዘቕስንን ስራሕ ክሰርሕ ዝበቕዐ ሰብ ከኣ፡ ኑብሱ ምትእምማን ስለዘለዎ ምስ ዘቦት ሓቢሩ ንምስራሕ ኣይጽገምን ኢዩ። ብናይ ሓባር ስራሕ ይኣምንን ዝተራብሐ ውጽኢት ንምምጻእ ይሰርሕን። ስለዝኾነ ኣብ ሓባራዊ ህይወት ብልጫ ኣለዎ። ብሞያኻ ምቕሉል ኣበርኪቶ ክትገብር ምኽኣል ንባዕሳ ስኡ ኣእምሮኣዊ ሩፍታን ዓስቢን ኣላታ።

ኣእምሮኣዊ ብስለት ምስቶም ካልኦት መኣዝናት ተዛማዲዱ ክዓዪ ከሎ፡ ንቕሓት ዘሰሆ ትምህርቲ ኢልናውን ንጽወዖ ኢና። በዚ ኾይኑ ቡቲ፡ እዚ ጉዳይ ሞያን ኣእምሮኣዊ ዕብየትን፡ ምስ ሕቶ ህይወት ኣዛሚድና እንተርኢናዮ፡ ሕገስ ህይወት ንኽሕልፍ ሓደ ርብዒ ሐዙ ምህላዉ ተገንዚብና ምዝዛም ይሓይሽ።

## ውዱን ህይወት

እዞም ዝተጠቕሱ መኣዝናት ህይወት ኣብ ዝተፈላለዩ ናይ ስኡልቦና መጻሕፍቲ ከም እንረኽቦ ብኻልእ መልክዕ ድሌታት ወዲ ሰብ ተባሂሎም ይግለጹ ኢዮም። ኣብርሃም ማስሎው ዝተባህለ ምሁር ስኡልቦና ድሌታት ወዲ-ሰብ ኢሉ ብመልክዕ መሳልል ኣቐሚጡ። ኣብ'ቲ መሳልል ዘሎ ትሕዝቶ ግን ካብ'ዞም ዝረኣናዮም ኣርባዕተ መኣዝናት ኣይወጽእን ኢዩ።

ኣገዲሱና ዘሎ ነገር፡ ሕገሱ፡ ዕግበት ዝህብ ፍረ ዘለዎ፡ ዘዋጣዕሱ፡ ህይወት ንኽህልወና ኢዩ። ነዚ ንምግባር ነርባዕቲኦም ከመይ ጌርና ጠሚርና ንሃንጾምን ብቐጻሊ እናኣሐደስና ነዕብዮምን ኣብ ዝብል፡ ምሕሳብ ጥራይ ዘይኮነስ ምልምማድ ይሓትተና። ካብዞም መኣዝናት ንሓደ ወይ ክልተ ሸለል እንተኢልና ኑቶም ካልኦት ብኣሉታ ይጸልዎም ኢዩ። ንሓንቲ ካብ'ዘን መኣዝናት ብጽቡቕ ኣማዕቢልና እተን ሰለስተ እንተተረፈናና፡ ዒስራን ሓሙሽተን ካብ ሚእቲ ከምዝዖጻእና ንሕሰቦ። ዒስራን ሓሙሽተን ከኣ ትሕቲ መሕለፊ ነጥቢ ብምኳኑ፡ ኣብ ህይወት ኣሉታዊ ኣረዳድኣ ሃማዕብል። ኣሉታዊ መረዳእታ እንተልዩና ኸኣ ድርኻባ እታ ዘሎትና እወንታዊት ጎደኒ ንሕማቕ ነገር ንጥቀመላ።

ቡቲ ካልእ ጸቡቕ ሸነኹ እንተርኢናዮ ከኣ፡ ኣብ ሓንቲ መኣዝን ዘሎና ሓይሊ ኑቶም ካልኦት ብጽቡቕ ንኽዕበዮምን ከደምዕሎምን ዘኽእለና ምኳኑ ኢዩ። ኣካላዊ ጥዕናና ጽቡቕ እንተሊዩ ኣእምሮና ንኽሃንጽ ዝዓበየ ዕድል ኣሎና። መንፈሳዊ ሓይሊ ሃሊዩና ኣርሒቕካ ናይ ምርኣይ ጥበብ እንተሓዲሩና ከኣ ኣብ ማሕበራዊ ህይወት ኣበርክቶ ክንገብር ስለዝድርኸና ሓይሊ ንረክብ። ስለዚ ብተፈጥሮኦም ተማሳሲእቲ ኢዮም። ብፍላጥ፡ ርዱእ ናይ ግዜ ሰሌዳ ሰሪዕና ነዞም ነገራት ኣመዛዚንና ከማሓድሮም እንተኽኢልና ግን፡ ኣብ ህይወት ዝተራብሐ እወንታዊ ውጽኢት ንረክብ።

ከም መዛዘሚ ናይዚ ጽሑፍዚ ሓንቲ ሓሳብ ወስ ኣብል ይመጸኒ ኣሎ። ኣነ (ጸሓፊ) ናይ ስኡልቦና ምሁር ኣይኮንኩን። ኣብ'ዚ ዓድና ድማ ናይ ስኡልቦና ትምህርቲ ብስሩዕ ብቐዳማይ ዲግሪ ደረጃ ከምዝወሃብን፡ ብዙሓት ክምሁሩና ዝኽእሉን ዝጣበኣምን መንእሰያት ፈርዮም ከምዝለዉ ይፈልጥ። ስለ'ዚ ኣብ'ዚ ጽሑፍዚ ዘሎ ጌጋታት ኣሪሞም፡ ካልእ ካብኡ ዝበዝሕን ዝሓይሽን ትሕዝቶ ክካፍሉና ይጽበ።

***

ግሌቦና

# ኩለንትናዊ ብቕዓት መንእሰይ

ሚኪኤል ኣዳም

ብኹለንትናኡ ብቑዕ ዝኾነ ሰብ፡ ሕልፊ'ቲ ተራ ሰብ ከፍርዮ ዘለዎ እዩ ዘፍሪ። እቲ ፍርያት ድማ ብዓይነትን ዓቐንን ዝበለጸ ምኳኑ ዘጠራጥር የለን። ንስኻ'ኸ ከመይ ኢኻ? ብኹለንትናኻ ብቑዕ ዲኻ? ነዚ ብልክዕ ክትምልስ ንኹለንትናዊ ገጻት ህይወትካ ክትምልከት የድሊ። ወዲ-ሰብ ከም ዕንክሊል (wheel) ክምሰል ይከኣል። ከም'ቲ ሓንቲ ዕንክሊል ገለ ክፋላ ምስዝጸፍሕ ብግቡእ ዘይትዘውር፡ ኣብ ኩሉ ገጻት ህይወቱ፡ ገለ ወይ ድማ ሓፈሻዊ ጸገማት ዘለዎ ሰብ ድማ ጽቡቕ ህይወት ክመርሕ ኣይክእልን እዩ። ዕንክሊል ብግቡእ ንኽትዘውር ዘኽእልዋ ራጂታት (spokes) ኣለውዋ። ሰብ ድማ ንህይወቱ ብልክዕ ንኽኑብሮ ዘኽእልዎ መዳያት ኣለውዎ። እቶም መዳያት ሓሙሽተ እዮም - ኣእምሮኣዊ፡ ማሕበራዊ፡ መንፈሳዊ፡ ጥዕናውን ፋይናንሳዊን መዳያት። ከም'ቲ ናይ ሓንቲ ዕንክሊል ራጂታት ዝኾነ ሽግር ምስዘጋጥሞም፡ እታ ዕንክሊል ብግቡእ ዘይትዘውር፡ ዝኾነ ሰብ ድማ ኣብዘን ብ'መዳያት ቅርዑይ ህይወት' ዝፍለጣ መዳያት ጉድለታትን ጸገማትን ምስ ዝህልዎ ከምዝደልዮን ብግቡእን ክኑብር ይሽገር። ኣብዘን መዳያት እዚኣተን እኹል ኣፍልጦ ምጥራይን ብግብሪ ክትንብረሉ ምፍታንን፡ ኩለንትናዊ ብቕዓት ንኽተጥሪ ኣዝዩ ስለዝሕግዝ ሸለል ክበሃል ኣይግባእን እዩ ይብሉ ተመራመርቲ ስነ-ኣእምሮ።

### ሀ. ኣእምሮኣዊ መዳይ

ብኣእምሮኣዊ መዳይ ክትዓቢ ምኽኣል ቀሊል ነገር ኣይኮነን። ንኹርናዕ ኣመለኻኽታኻ ስለዘስፍሐ ድማ ንዘጋጥሙኻ ብድሆታት ናብ ረብሓኻ ንኽትቅይር ይሕግዘካ። በዚ ከም'ዚ ድማ ብተዛማዲ ዝሓሸ ህይወት ክትመርሕ ትኽእል። ብኣእምሮኣዊ መዳይ ዝዓበየ ሰብ ካብ'ቲ ዘይዓበየ ዝሓሸ ርድኢት ስለዘለዎ ዝፍጽሞም ጌጋታት ብተዛማዲ ሒደት እዮም። ብኣእምሮኣዊ መዳይ ዝዓበዩ ክንብል ከሎና፡ ኑቶም ፊደላት ቆጺሮም፡ ምህሮ ጸጊቦም፡ ገዛእ ርእሶም ብምህናጽ፡ ጭዋ ጠባይ ዘውንኑ ድኣ'ምበር፡ ኑቶም 'ቀለም ዝጸገቡ' ተባሂሉ ዘውረየሎም ማለትና ኣይኮንናን። ስለ'ዚ ንኣእምሮኦም ዘስፍሑ ሰባት፡ ንገዛእ ርእሶም ካብ ዕንወት የድሕንዋ። በዚ መሰረት ንኣእምሮኣዊ ብቕዓትና ክብ ብምባል ንገዛእ ርእስና ካብ ዕንወት ክንከላኸል እቲ ግዜ ሕጂ እዩ።

ኣኣምሮኣዊ ብቕዓትካ ክብ ንምባል ዘኽእሉ ክልተ ሜላታት ኣለዉ። ሓደ ካብኣቶም ድማ፡ እቲ ብስሩዕ መገዲ ኣብ ኣብያተ-ትምህርትን ኮሌጃትን ላዕለዎት ማእከላት ሞያዊ ስልጠናታትን እንቐስሞ ምህሮ እዩ። እዚ ጉዕዞ ምንዳይ ሽግ ፍልጠት ነዊሕ'ኳ እንተኾነ፡ ዝፈጥሮ ዕድላትን ዝህቦ ረብሓን ግን ቀሊል ኣይኮነን። እዚ ስሩዕ ትምህርቲ እዚ፡ ኣብ ርእሲ'ቲ ዝህቦ ፍልጠት፡ ምስ ዝተፈላለየ ባህሪያትን ድሕሪ ባይታን ዘለዎም ሰባት ዘራኽብ ብምኳኑ ረብሓኡ ዕዙዝ እዩ። እቲ ካልኣይ ሜላ ድማ ብዘይስሩዕ መገዲ ዝርከብ ሜላ ምድራዕ ብቕዓት ኣእምሮ እዩ። እዚ ብንባብ፡ ምስ ለባማትን ወረጃታትን ብምዕላል፡ ሰሚናራት ብምክፋል… ወዘተ ዝጥረ ብቕዓት እዩ። እዚ ካልኣይ ሜላ ገዛእ-ርእስኻ ምምሃር እዩ። ገለ ሰባት ነዚ ናይ ገዛእ-ርእስኻ ምምሃር ክእለት ዘውንኑ ክኾኑ ከለዉ፡ ገለ ግን ነዚ ከም'ዚ ዝበለ ብቕዓት ዘይተላበሱ እዮም። እንተኾነ ግን ብቐጻሊ ልምምድን ጻዕርን ዓቕልን ክጥረ ስለዝከኣል ተበግሶ ምውሳድ ጥራይ እዩ ዘድሊ። እዚ ካልኣይ ሜላ ግን፡ ኑቲ ቀዳማይ ዝያዳ ንምምዕባል ድኣ'ምበር፡ ከም እኹል ተወሲዱ ብእኡ ጥራይ ኣእምሮኣዊ ብቕዓት ክጥረ ዝኽእል ኣይመስለንን። ስለ'ዚ ብኣእምሮኣዊ መዳይ ንኽንዓቢ ትምህርቲ ወሳኒ ተራ ይጻወት። ትምህርቲ ንህይወትና ብርሃን ይህብ። 'እቶም ዝተማህሩ ጥራይ እዮም ሓራ' ተባሂሉ ተጻሒፉ እዩ። ብሓቂ ድማ ትምህርቲ፡ ሓርነት ስጋን ሓርነት መንፈስን ይህብ። ኣእምሮ ዝዓቢ ብፍልጠት ጥራይ ዝመስለም ኣለዉ። እዚ ግን ቅኑዕ ኣይኮነን። ኣእምሮ ብጥበብ እዩ ዝሰፍሕ። ጥበብ ማለት ድማ 'ፍልጠት ኣብ ግብሪ' ካብ ዝብል ኣምር ዝወጸእ መግለጺ ዝርከበሉ ኣይመስለንን። ምውናን ሰፊሕ ኣእምሮ ንበይኑ ኣኻሊ ኣይኮነን። ምስ ሕብረተ-ሰብካ ዝህልወካ ማሕበራዊ ዝምድናታት እውን ንኩለንትናዊ ብቕዓትካ ዝጸሉ ብምኳኑ፡ ቀጺልና ከነስተውዕለሉ ዝግባኣና መዳይ እዩ።

### ለ. ማሕበራዊ መዳይ

"ሰብ ንሰብን ብሰብን እዩ ዝነብር" ዝብል ግሉን ኣበሃህላ ኣሎ። እዚ ድማ ማሕበራዊ ዝምድናታት ማዕረ ክንደይ ኣገዳሲ ከምዝኾነ ንክንርዳእ ይሕግዘና። ምስ ኣባላት ስድራቤትካ፡ ጎረባብትኻ፡ ኮምካን ዘሎካ ዝምድና እንታይ ይመስል? ኣብ ሓባራዊ ረብሓን ምክብባርን ዝተሞርከሰ ድዩ? ወይስ 'ንዓይ ጥራይ ይጥዓመኒ' ብዝብል ናይ ስነፋት ኣተሓሳስባ ዝተዓብለለ? ክጥዕመካ ምድላይ



ሓጢኣት የብሉን። ግን ብዋጋ ካልኦት ክኸውን ኣይግባእን። ካልኦት ዝረሃጹሉ ክትምንዝዕ፡ ንካልኦት እናመዝመዝካ ጁባኻ ክተህጥር ምፍታን፡ ዊዒሉ ሓዲሩ ውጽኢቱ ዕንወት እዩ። ሕብረተሰብ ድማ ነዚ ከም'ዚ ዝበለ ዓመጸኛ ጡፍ ከምዝብሎ ዝተረጋገጸ እዩ። ስለ'ዚ ካብ ሕብረተሰብና ንዘንጸሉና ተግባራት ክንሕቅሓሎም ይግባኣና እዩ።

ገለ ሰብ ካብ ሓደኑት ምፍልላይ፡ ካብ ርግኣት ሕንፍሽፍሽ ዝብርሆ ኣሎ። እዚ ከምዚ ዝበለ ጕሒላ መበላሽዊ እዩ። ናይ ገሊኣቶም ካብ ድንቁርና ዝብገስ፡ ናይ'ቶም ዝተረፉ ድማ ተንኮልን ስስዐን ዝጠንቁ ኩቱር ንዓይ ይጥዓመኒ ዝብል ረሰእኑት እዩ። እቶም ለባማት፡ ካብ በቶም ዝፈላልይዎም ነጥብታት ተደሪኾም ክፈላለዩ፡ በቶም ዘሰማምዕዎም ነጥብታት ተደሪኾም ክፋቀሩን ብስኒት ክነብሩን ይመርጹ። እቶም ሰነፋት ግን ብኣንጻር'ዚ ዝተጠቕሰ እዮም። ክዓብዩ'ውን ኣይክእሉን።



እቶም ብኹለንትናኦም ብቑዓት ዝኾኑ ሰባት፡ ካብ ተነጽሎ ነጻ እዮም። ምኽንያቱ ብኣተሓሳስባኦም ልዕሊ'ቲ ውዲት ጸብለል ክብሉ ስለዝኽእሉ። ሓደ ጸሓፊ ከምዚ ኢሉ ጸሓፈ፡ "ሰባት በይኖም ዝኾኑ፡ ኣብ ክንዲ መሳገሪ ድልድል ጋራዲ መንደቕ ስለሃንጹ እዮም።" ስለ'ዚ ብኩለንትናዊ ብቕዓት ንቕድሚት ክንግስግስ፡ ኣብ ክንዲ ዓመጽ ቅንዕና፡ ኣብ ክንዲ ሻርነት ሓደኑት ብዓቢኡ ድማ ኣብ ክንዲ ጋራዲ መንደቕ መሳገሪ ድልድል ክንሃንጽ ይግባእ። ምኽንያቱ ቅንዕና፡ ሓደኑትን ብሓባር ምዕያይን ንኩለንትናዊ ብቕዓትና ኣብ ምብራኽ ዕዙዝ ተራ ስለዝጻወቱ።

*ሐ, መንፈሳዊ መዳይ*

ኩብርታትካ ኣየኖት እዮም? ንካልኦት ንምግልጋል ውፉይ ዲኻ? እሙን ዲኻ? ኣብ መትከልካ ጽኑዕ ዲኻ? እምነትካ ተኽብር'ዶ? ክፉእ ንምግባር ማዕረ ክንደይ ትተብዕ?...ወዘተ፡ ገለ ካብቶም ኣብ መንፈሳዊ መዳይ ንዘሎካ ብቕዓት ንኽትመዝን ክሕግዙኻ ዝኽእሉ ነጥብታት እዮም። 'መንፈስ ድኣ'ምበር ስጋ ኣይኮነን ወሳኒ" ኩብሃል ንስምዕ ኢና፡ ካብኡ ሓሊፉውን "መንፈሱ ዝተሳዕረ ሰብ ብላሽ" ምኳኑ ተነጊሩና ይኸውን እዩ። እዚ ድማ ንመንፈስና ብኸመይ ክንሃንጾን ክንከናኸኖን ከምዘሎና ንክስተውዕል ዝተባህለ እዩ።

ንመንፈሳዊ ብቕዓትካ ዝድርዑ ዝተፈላለዩ ንጥፈታት ክህልው ከለው፡ ንኹላቶም ግን ብግብሪ ምስ እነሰንዮም ጥራይ እዮም ረብሓ ክህቡና ዝኽእሉ። ሓደ ካብ ምልክታት መንፈሳዊ ብቕዓት፡ ኣብ ገዛእ ርእስኻን ካልኦትን ዝህልወካ ኣመለኻኽታ እዩ። እቶም ብቑዓት ድማ ካብ ክጥርጥሩ ክከናኸኑ፡ ካብ ክተናኸሉ ብግርህነት ክመላለሱ እዩ ዝቐልሎም። ክፍኣት፡ ኩሉ ግዜ ካብ መንፈሱ ዝተሳዕረ ሰብ እዩ ዝመጽእ። ንርእሲኦ ስለዘይከናኸን ድማ ንኻልኦት ክከናኸን ምሕሳብ ዕሽነት ጥራይ እዩ።

ንብጻይካ ከም ነብስኻ ኣፍቅር ዝብል ወርቃዊ ሕጊ ኣሎ። እቶም ነዚ ሕጊ'ዚ ክፍጽምዎ ዝበቕዑ ድማ እቶም ቀድሚ ንኻልኦት ንነፍሶም ከፍቕሩ ዝኻኣሉ እዮም። ነብሱ ከፍቕር ዝኻኣለ ጥራይ'ዩ ድማ ንኻልኦት ብኸመይ ከምዝፍቀር ዝፈልጥ። ነብስኻ ምፍቃር፡ ከም'ቲ ንገለ ዓያሱ ዝመስሎም ስስዐ ኣይኮነን። ነብስካ ምፍቃር ማለት ቅድም ንገዛእ ርእስኻ ድሓር ድማ ንኻልኦት ንከይትጎድእ ዘኽእለካ ጽኑዕ መንፈሳዊ ሓይሊ ወይ ድማ ብልሙድ ኣዘራርባ 'ሕልና' ምውናን ማለት እዩ።

ቡቲ ኮነ ቡቲ፡ እዚ መንፈሳዊ ብቕዓት ብግብሪ ጥራይ እዩ ዝግለጽ። ብልሳኑ ጥዑም ዘረባ ዝዛረብ፡ ውሽጠ ውሽጢ ድማ ክፍኣት ዝኣልም ሰብ ኣሎ። እዚ ከምዚ ዝኣመሰለ ሰብ፡" ነቲ ካብ ጽቡቕ ዘረባ፡ ጽቡቕ ግብሪ ይበልጽ።" ዝብል ኣበሃህላ ዝዘንግዐ እዩ። እዚ ሰብ እዚ፡ ነቲ ቆርበት በጊዕ ተኸዲኑ፡ ፈቶድኦ ዝምንዛዕ እንተረኸበ ኮለል ዝብል ተኹላ ይመስል። ነቲ ንካልኦት ናይ ምዕንቃፍ እኺይ ባህሪ እንተዝሓድግ ድማ ህይወቱ ዓቢ ለውጢ ክተምጽእ ከላ ምረኣየ፡ እቲ ብክፍኣት ዓቕሉ ዝጸበቦ መንፈሱ ድማ ዕረፍቲ ምረኸበ።

ገለ ሰባት ብዛዕባ መንፈሳዊ መዳይ ክዝረብ ከሎ ምስ እምነት የተኣሳስርዎ። እምነት ሓደ ክፋል መንፈሳዊ መዳይ ብምዃኑ ድማ ጌጋ የብሎምን። እምነት ኣብ ህይወት ሓደ ሰብ ኣገዳሲ ባእታ እዩ። ኩለን እተን ኣብ'ዚ ሃገር ዘለዋ ሕጋውያን እምነታት ክትከይዱ ዘሎካ ቅኑዕ መገዲ ዝምህራ ስለዝኾና ወረጃ ጠባይ ንኽትውንን ይድግፉኻ እየን። በዚ ከምዚ ዝሓሸ ህይወት ክትመርሕ ይኻኣል። ገለ ግን ንእምነቶም ብግቡእ ከይመርመሩን መቦቆሉ ከየነጸሩን ንሓድሽ እታው (newly imported) ዝኾኑ እምነታት ብምስዓብ ንመንፈሳዊ ዕቤቶም ክዕንቅጹ ይርኣዩ። እቲ ዘሕዝን፡ መብዝሕትኦም 'ነመዛዘን ኢና' ዝብሉ፡ ግን ክመዝኑ ዘይኽእሉ፡ ኣይንፈርድን ኢና እናበሉ ንናይ ካልኦት እምነት ዘናሽው ምዃኖም እዩ። ሰብ፡ ኣብ ዝደለዮ ክኣምን መስሉ'ኳ እንተኾነ፡ ንሓባራዊ ኩብርታት ዜጋታት ዝብርዝ ምስዝኸውን ግን ዓገብ ክብሃልን ስጉምቲ ክውሰደሉን ባህሪያውን ሓላፍነታውን እዩ። ምኽንያቱ ኣብ ሓባራዊ ኩብርታት ሕማቕ ጽልዋ ዘለዎ እምነት ዊዒሉ ሓዲሩ መዘዝ ከይሃለዎ ስለዘይተርፍ። ብዝፈጥሮ ጸገማት ድማ ዋላ'ውን ነቶም ኣመንቱ ዝንሕፍ ኣይኮነን። እዚ ብጥሩፍ ኣተሓሳስባታት ዝዝወር እምነታት ሳዕቤናቱ ከቢድ ምኳኑ፡ ኣብ ኩሉ ኩርናዓት ዓለም ንዘኽሰቱ ዘለው ሃይማኖታውያን ግርጭታት ምምርማር እኹል ስለዝኾነ ትንተና ዘድልዮ ኣይመስለንን። በዚ መሰረት መንፈሳዊ ብቕዓት ምጥራይ ንኩለንትናዊ ብቕዓትና ኩብ ኣብ ምባል ደራኺ ብምዃኑ ክንተግሃሉ ኣዝዩ ዘድሊ እዩ።

*መ. ጥዕናዊ መዳይ*

ጥዕና ንኩለንትናዊ ብቕዓትና ይጸሉ። ምህላው ምሉእ ጥዕና ክንብል ከሎና ኣካላውን ኣእምሮኣውን ጥዕና ማለትና እዩ። ኣካላዊ ጥዕና ኣገዳሲ'ኳ እንተኾነ፡

ሕልፈኡ ግን ኣኣምሮኣዊ ጥዕና ይምረጽ። ንባህሪያት ናይቶም ጥዑይ ኣእምሮ ዘውንኑ ሰባት ምፍላጥ ኣገዳሲ እዩ። ንሳቶም፦

• መደባት ይሕንጽጹን የተግብሩን

• ኣብ ገዛእ-ርእሶምን ካልኦትን ጥዑይን እወንታውን ኣመለካኽታ ኣለዎም።

• ንገዛእ- ርእሶም የተባብዑን ኣንፈቶም የማዓራርዩን

• ርእሰ-ተኣማንነት ኣለዎም

• ንጭንቀቶምን ሽግራቶምን ከመሓድሩ ኣይጽገሙን

• ምስ ሰባት ጽቡቕ ምርድዳእ ኣለዎም… ወዘተ

(ምንጪ ኢንተርነት)

ብተወሳኺ ጥዑይ ኣእምሮ ዘለዎ ሰብ፡ እታ ህልውቲ ዓለሙ ምስ ዘይተዕግቦ ናቱ ካልእ ዓለም ኣብ ምፍጣር ኣይጽገምን እዩ። ስለ'ዚ ድማ ኢና ኣእምሮኣዊ ጥዕና ሓለፋ ኣለዎ ዝበልና። ምኽንያቱ ምቅርቲ ህይወት ካብ ጥዑይ ኣእምሮ ስለእትፈልፍል።

እዚ ምባልና ግን ንኣካላዊ ጥዕና ኣቃሊልና ክንርእዮ ኣሎና ማለት ከስምዕ ኣይግባእን። ምኽንያቱ ኣካላዊ ጥዕና'ውን ኣብ ምስላጥ ዕዮን ንህይወትና ጣዕሚ ኣብ ምሃብን ዘይናዓቕ ተራ ስለዘጻውት። ስለ'ዚ ንኣካላዊ ጥዕናና ክንሕልዎን ክንከናኸኖን ይግባእ። ኣካላዊ ጥዕና በዞም ዝስዕቡ ንጥፈታት ክዕቀብ ይካኣል።

• ስሩዕ ሕክምናዊ መርመራታት ምኽያድ

• ስርዓቱ ዝሓለወ ስርዓተ ኣመጋግባ ምህላው

• እኹልን ግቡእን ዕረፍቲ ምውሳድ

• ስሩዕን ግቡእን ኣካላዊ ምንቅስቓስ ምዝውታር

• ካብ ዝተፈላለዩ ወልፍታትን ዘይስነምግባራዊ ንጥፈታትን ነጻ ምዃን

• ጽሬት ኣካላትን ከባብን ምሕላው

• …ወዘተ

እዞም ኣብ ላዕሊ ተጠቒሶም ዘለው ነጥብታት ሓፈሻዊ ሓሳባት ንምሃብ ድኣ'ምበር ካብ'ዚ ንላዕሊ ክዳቀቑ ከምዝኽእሉ ክዘንጋዕ የብሉን። ንኹሉ ሰብ ብማዕረ ዘገልግል መምርሒ ናብራ ክህሉ ስለዘይክእልን ብዓንደ ርእሱ ድማ ህይወት፡ ብቀመር (formula ) ትንበር ብዘይምዃናን ብገዛእ-ርእስና ብዝጥዕም መገዲ ክንትንትኖም ይግባእ።

"ጥዕና፡ ጥዕና ዝስኣኑ ጥራይ ዝርእይዋ፡ ኣብ ርእሲ ጥዑያት ዝተደፍአት ኣኽሊል።" ምዃና ብምርዳእ፡ ጥዕናና ንምሕላው ክንነቕሕ ይግባእ። ቅዲ-ኣነባብራና ንጥዕናና ጸላዊ ብምኻኑ ክንጥንቀቐሉ ድማ ርእሰ-ግሉጽ እመስለኒ።

ሰ. ፋይናንሳዊ መዳይ

ሓደ እዋን ሓንቲ ዛንታ ወይ ኣንቢበ ወይ ሰሚዐ ኣሎኹ- ርግጸኛ ስለዘይኮንኩ'የ። ከም'ዚ ድማ ትብል፦ 'ሓደ ግዜ ነቦይዝጊ፡ ሓደ ሰብ ከምዚ ኢሉ ሓተቶ፡ ካብ ናይ ደቂ-ሰብ ነገር ዝያዳ ዘገርመካ እንታይ እዩ? ኣቦይዝጊ ድማ ከም'ዚ ኢሉ መለሰ ይባሃል፦' ገንዘብ ንክረኽቡ ጥዕናኦምን (ዘለዎም ክብርታትን) የጥፍኡ። ብድሕሪኡ ድማ ነቲ ዘጥፍእዎ ጥዕና ንክመልሱ ነቲ ዝኣከብዎ ኩሉ መሊሶም ይዘርውዎ።"

እዛ ዛንታ ንበላ ዋዛ-ምስ-ቁምነገር ብዘየገድስ፡ ብልክዕ ድያ ከምኡ ትብል ነይራ ወይስ ኣነ እየ ብኸምኡ ተረዲኣያ ኣይፈልጥን። ንጹሓፊኣ ድማ ከም'ታ መበቆላዊት ጽሕፍቲ ገይረ እንተዘየቀሚጢያ ይቕረታ ክሓቶ ግቡእ እመስለኒ። በቲ ኮነ በቲ ከም'ቲ ሓደ ፈላስፋ ዝበሎ 'ክልተ ጫፋት ሓደገኛታት ምዃኖም ብምርሳዕ ዝመጽእ መዘዝ እንታይ ምዃኑ እዩ መልእኹቲ ናይ'ዛ ዛንታ። ገንዘብ ንምርካብ ጥዕናካን ሕልናኻን ትሸይጥ፡ ምስ ረኸብካ ድማ ንዕኡ መሊስካ ክትሽምቶ ሃረር ትብል። እቲ ዘሕዝን ግን ሒደት ጥራይ'ዮም ኣብ'ዚ መስርሕ'ዚ ዝዕውቱ። በዚ መሰረት ንገንዘብ ክንጥቀመሉ እምበር ክጥቀመልና ኣይግባእን። ፋይናንሳዊ መዳይ እምበኣር ንገንዘብ ብኸመይ ከምእንጥቀመሉን ከነማሓድሮ ከምእንኽእልን ዝመዝን፡ ሓደ ካብ ኣዕኑድ ኩለንትናዊ ብቕዓት ወዲ ሰብ እዩ። ነዚ መዳይ እዚ ምሕያል ድማ ኣዝዩ ኣገዳሲ እዩ። ገለ ካብቶም ብፋይናንሳዊ መዳይ ንክንሕይል ክሕግዙና ዝኽእሉ፡ ከነጥርዮም ዘሎና ባህሪያት ድማ ዓያይነት፡ ምውህላል፡ ምውጋድ ሓላፍነትን ልግስን ክንጠቅስ ይካኣል። ኣታዊታትካ ክብ ንምባል ክትዓዩ ግድን ዘድሊ እዩ። ሓደ ፈላስፋ ከም'ዚ በለ 'እቲ ዘይሰርሕ ኣይብላዕ።' እዚ ፈላስፋ'ዚ ኣይተጋገየን፡ ምኽንያቱ እቲ ዘይሰርሕ፡ ክሰርሕ እናኻኣለ ብዘይምስርሑ ክበልዕ ኣይግባኦን እዩ። ስለዘየፍረየ። ስለ'ዚ ዕዮ ብዘይምንዓቕ ብምዕያይ ኣታዊታትና ክነዕቢ፡ ብኡ ኣቢልና ድማ ፋይናንሳዊ ውሕስነት ክንረክብ ይግባእ። እቲ ካልኣይ ኣገዳሲ ረቋሒ ምውህላል እዩ። ምውህላል ናይ ለባማት ውርዙይ ልምዲ እዩ። እንተኾነ ግን ምውህላልን ብቕን ሓደ እዮም ካብ ዝብል ዝንቡዕ ትርጉም ካብ ምውህላል ዝዕገቱ ብዙሓት እዮም። እዚ ናይ ዘይምውህላል ባህሪ፡ ናብ ውልቃውን ሃገራውን ቁጠባዊ ሓርነት ንኸይንግስገስ ስለዝዓግተና ብኣጋኡ መእረምታ ክንገብረሉ ይግባእ። ነቶም ብምውህላል ቁም-ነገር ንምግባር ዝበቕዑ ድማ ክንዮ 'ዕድለኛታት እዮም' ምባል ንተሞክሮኦም ከነስተውዕለሉን ክንረብሓሉን ግቡእ እመስለኒ። እቲ ሳልሳይ ድማ ምውጋድ መጠኑ ዝሓለፈ ሓላፍነት እዩ። ሓላፍነት፡ ዘየድልየካን ሕልፊ'ቲ ዘድልየካን ምሽማት ወይ ድማ ኣገልግሎት ምርካብ ማለት እዩ። ጠንቂ ዕንወት ቤትን ሃገርን ብምዃን ድማ ንፋይናንሳዊ ቅልውላው የቃልዕ። እቲ ዝኸፍኣ መልክዕ ሓላፍነት ናብ ወልፊ ገጹ ዝምዕብል ምዃኑ እዩ። ካብ ናይ ሓላፍነት ወልፊ ንምግላጋል እቲ ቀዳማይ ክውሰድ ዘለዎ ስጉምቲ ውሽጣዊ ርግኣትካ ኩተዕቢ ምፍታን እዩ። መብዝሕትኡ ግዜ ሓላፍነት ውሽጣዊ ርግኣትና ምስትዝዝረግ እነዘውትሮ ንጥፈት ብምኻኑ-ካብ ውሽጥና ንዘይረኸብናዮ ዕግበት ካብ ደገ ንምሽማት እንካይዶ ከንቱ ንጥፈት።

እቲ ራብዓይ ናብ ፋይናንሳዊ ዕቤት ክመርሓና ዝኽእል ንጥፈት ልግሲ እዩ። ልግሲ ካብ ዘሎካ ዘበለ ነቶም ዘይብሎም ምምቃል ማለት እዩ። ኣብ'ዚ ሓያል ክትዕ ክልዓል ይኽእል እዩ። 'ልግሲ ብከመይ ናብ ፋይናንሳዊ ዕቤት ክመርሕ ይኽእል?' ዝብል ክትዕ። ግን ካብ ኣርእስትና ምእንቲ ከይንወጽእ፡ 'ሃብ ክትወሃብ' ዝብል ምስላ ናይቶም ጥበበኛታት ኣበው ምጥቃስ እኹል እመስለኒ። እዚ ኣርእስቲ እዚ ምስ ባህሪያት ሰብ ኣብ ዝተኣሳሰር ዓውዲ ብዝነጥፉ ምሁራት ደቂ ሃገርና እንተዝጽናዕን ክንካፈሎ ድማ ዕድል እንተዝርከበን ሓጐሰይ ወሰን ኣምበይምሃለዎን።

ኣብ መደምደምታ፡ ብኩለንትናኡ ብቑዕ ዝኾነ ሰብ ኮንና ንኽንርከብ፡ ኣብዘን ዝተጠቕሳ መዳያት ቀስ ብቀስ፡ ካብ ዕለት ናብ ዕለት ደፋእታዊ (gradual ) ምዕባለ ከነመዝግብ ከምዘሎና ሓተታ ዘድልዮ ጉዳይ ኣይኮነን። ድሕሪ ሒደት ግዚያት ድማ፡ ንገዛእ ርእስና ኣብ ዝሓሸን ዝበለጸን ደረጃን ብቕዓትን ከምእንረኽባ ዘጠራጥር ኣይኮነን። ምዕባይ ግን ኣይነቋርጽ፡ ምኽንያቱ ብቑዕ ምዃን ብቀጻሊ ዕቤት ስለዝረጋገጽ።

***

# ባህልን ስነ-ጥበባትን

## “ገያሻይ ዕዮ ፊልም ከቕርብ'ዩ ባህገይ፣ ኣኽናፉን መሓውሩን ግን ናይ ዓደይን ኣብ ዓደይን ክኸውን ኣለዎ”

## ደራስን ኣላይን ፊልም ኣወል ስዒድ ኮይሶም

*ኣስመሮም በርሀ*



**ተረኽብ ዘረባ ኣወል ስዒድ፣ ካብ'ቲ ብዙሕ ሒደት**

ብፍላይ፡ ብቴለፎን ዝበሃል ድዮም ዝስእኑ ወይ ናይ ኣወል ስዒድ ዘይትጽበዮ መልሲ ክሰምዑ ወትሩ ካብ ንመዛረቢ ዝኾኖ'ዩ።

1

‘ኣብ ታክሲ እንከለኹ'ዩ፡ ተሌፎን ትድወል፡ ተቐቢለ ኣዕለልኩ፡ ከም ኣመሉ ሕቶ ዘይጋደፎ ዓርከይ፡’

“ኣበይ ድኣ ኣለኻ?” ይብል።

“ኣብ ታክሲ”

“እንታይ ትገብር?”

ርዱእ ምኳኑ ኣሕሪቑኒ፡ “ታክሲስታ ይምርያ ኣሎ'ሲ ሽጉርቲ ንመትር ኣለና”።

2

ኣብ ሲኒማ ምስ ሓደ ዓርከይ ፊልም እናተኸታተለ፡-

ኣወል ካብ'ቲ ካልኣዩ ዝርድኦ ቋንቋ ብምንባሩ፡ ንዓርኩ ይትርጉመሉ ነበረ።

ኣብ መንጎ፡ ወዮ ተዋስኣይ ንኻልእ ተዋሳኣይ ኣብ እዝኑ ሕሹኽ ይብሎ።

ዓርከይ ‘እንታይ'ዩ ኢልዎ’

ኣወል ስዒድ ትቕብል ኣቢሉ፡ ‘ኣብ እዝኑ ‘ምበር ኣብ እዝነይ ኣይኮነን እኮ ነጊሩኒ’ በሎ።

3

ሄሎ ኣወል ዲኻ?

እወ ከመይ?

ሰላም'ዩ፡ እንታይ ደኣ እዚ ድምጽኻ ኣበይ ዲኻ ዘለኻ?

ደቂሰ?

ኣበይ?

እዋእ ናብ ተካባኖ ዲኻ ደዊልካ? ኣብ ኣርማድዮ ወደይ።

4

ሕጂ'ውን ብቴለፎን'ዩ፡ እናዕለልና ከለና ቴለፎን ትድወል።

መን ክብል?

ኣወል፡ (ሽማ ነጊራ) ኣበይ ኣለኻ?

ኣብ ላተርያ?

እንታይ ትገብር?

እዋእ ጸጉረይ ይቕምቀም።

ተራ ዕላል ከነዕልል ኮነ፣ ነዚ ሕቶን መልስን ከነዳሉ'ውን ኣብ ዝተራኸብናሉ፣ ቴለፎን ዕጻዋ እንተዘይብሎ፣ ብርግጽ ኣብ ኣዋርሕ'ውን ነዚ ስራሕ ኣይምወዳእናን፣ ቴለፎኑ ኣይተዕርፍን'ያ፣ ብኣኡ ኣቢሉ ድማ ዕላል ይዝክር፣ ንሕሉፍን ተመኩርኡን ዝገልጽ። ደራሲን ዳይረክተርን 12 ፊልምታት፣ ፍርቀን ዝኣለየን ጥራይ፣ ናይ ሽውዓተ ደርፍታት ቪድዮ ክሊፕ ኣብ ምስራሕ ዳይረክተር ዝኾነ ገና ኣብ 30ታት ዕድመ ዝርከብ መንእሰይ፣ ኣወል ስዒድ ኮይሶም።

**• ኣወል ካበይ እዩ መንቀሊኡ?**

ኣወል - እንድዒ ኣነ'ውን ክሓተላ ይብል'ሞ እቶም ዝሰመዩኒ ግን ብህይወት

የለዉን። እምበር ንዓይ'ውን ትገርመኒ'ያ። ቦኽሪ ኣይኮንኩን፡ ከማል ሓወይ ምዕባየይ'ዩ፡ ትምህርቲ ግን ኣብ ንእስነተይ ቀዳማይ ይወጽእ ኔረ'የ፡ እዚ ኸኣ ምስዓበኹ ተዘውጽኡለይ እዩ ክመስል ዝኽእል። እዚኣ ብሓባር ክንሓተላ ንንጠራ'ዶ።

**• ናብ ስነ-ጥበብ ክትኣቱ ድርኺት ዝኾነካ እንታይ'ዩ?**

ኣወል - ኣብ ዙርያ ፊልም'የ ዓብየ። ኣደይ ኣብ ሲነማ ትኬት ትቖርጽ ኔራ፡ ሰራሕተኛ ክትገብር ዓቕሚ ኣይነበራን፡ በዚ ድማ ምስኣ ሒዛትኒ ትኸይድ እሞ ምስኣ ይውዕል ኔረ። ሰራሕተኛታት እቲ ሲነማ ወዲ መሳርሕቶም ገይሮም ይከናኸኑኒ። ኮታስ እቲ ሲነማ ናይ 'ማማ ሓፍተይ' እዩ መሲሉ ዝስመዓኒ ዝነበረ። ርኢኻ ከም'ታ ዘላታ ምዕላል ካብ'ቲ ኣብ መፋርቕ 1980ታት ፍሉጥ መሳጢ ተግባር ብምንባሩ፡ ኑቶም መዛኖይ ደቂ ገዛውተይ ብርግጽ ቅድመይ ክርእይዋ ዕድል ዘይነበሮም የሐክዮም። ከም'ዛ ዝረኣይዋ ይገብሮም፡ ከም'ዚ እናበለ ንፊልም ኣካለይ ክኸውን፡ (ኣካሉ ዶ ይሓይሽ) መቸም ተወሓሒጥና።

**እንታይ እናበልካ ደኣ ተዕልሎም? ህንዲ ትኽእል ዲኻ?**

ኣወል - ኖኖ ኣይተሓስወኒ፡ ሕጂ'ኳ ይሓይሽ፡ ሽዕኡ ደኣ ከም'ታ ንዓይ ዝተረድኣትኒ፡ ይምስርሕ'የ። ሎሚ ክርእዮ ከለኹ ዘስሕቐኒ መሊኡ'ዩ። ደሓር ምስ መዚቃኡ (sound track) እዩ 'ቲ ሕክያ፡ መድረኽ ግን ፈጢሩለይ።

**ካብ ዕዳጋ ሓሙስ ናብ እንዳኣባሓጉኡ ናብ ሞኖፖልዮ ምስ መጸ፣ ቪድዮ ዴክ ብምርካቡ ንባህጉ ዝያዳ ባይታ ተፈጥረሉ፣ ተኻርዩ ተሰቂሑ ምርኣይ ቀጸሎ።**

ኣወል - እንህልካ ኸኣ ተሰቢሉኒ ፊልም ከይረኣኹ ዘይውዕል ኮይነ።

**ካሜራ 009፣ ንጉስ ጸላም፣ ኣዝማሪናን፣ ኣፍሮ፣ ጂንጀስ፣ በጊዕ ኣብ ዓለሙ፣ ሻሎም፣ ከመይ ዲና? ሃይስኩል፣ ህያብ ፈጣሪ፣ ሞትን መርዓን ስውርቲ ኣፍቃሪትን ዝብላ ፊልምታት ሃገርና ናቱን ፍልጠቱ ዝሓለፈንን እየን። ኣብ ዕላሉ ግን ኣዳላዊ ናይ ሓበሻ ፊልም እምበር ገና ናብ ናይ ደራሲን ዳይረክተርን ደረጃ በጺሐ ኣይብልን።**

**- ብንእሽቶ'ኻ መድረኽ ዕላል ንበይንኻ ዝሕዛእ ብምንባሩ ዶ ይኸውን ዳይረክተር ክትከውን ኣኽኢሉካ?**

ኣወል - ኣይኮነን። መላኺ ዳይረክተር (dictator director) እንተደኣ ኣልዩ፡ እቲ ተዋሳኣይ ፈሪሕዎ እዩ ኣብ ሰዓቱ ዝመጽእ ዘሎ 'ምበር፡ ኣፍቂርዎ ኣይኮነን። ብፍቕሪ ዘይስራሕ ድማ ጽቡቕ ውጽኢት ክህልዎ ኣይከኣልን'ዩ።

**ጽልዋ ኩሉ ንእሽቶ ብመንእሰይ ከምዝኾነ፣ ኣወል ከም ኩሎም መሳቱኡ ናይ ሽዕኡ መንእሰያት ጸልዮሞዮም ጸጉሪ ዘይብሉ ጆንትራ ክጉብሮ፣ ጭሕሚ ዘውጽኣሉ ዕድመ ከይኣኸለ፣ ምዕጉርቱ ኩሓክኽ ትዝ ይብሎ'ሞ፣ ነዚ ናይ ሕጂ ቕዱ ካብኡ ዝመጸ ጽልዋ ከምዝኾነ የዕልል። ኑቲ ውሽጣዊ ኩራቱውን ከምኡ፣-**

ኣወል - ድምርማር ናይ በላሕቲ ኣእምሮ'የ። ኣብ ከባብየይ እንተወሓደ ሓደ ኣርቲስት ኣብ ዘለዎ ከባቢ እየ ዓብየ። ኣብ ዕዳጋሓሙስ ሴም ዝበሃል፡ ሕጂ ዓቢ ኣርቲስት'ዩ፡ ንሱ ይሓዝለኒ ኔሩ፡ ክስእል ይርእዮ ኔረ። ሞኖፖል ምስ መጻእኩ የማነ መኮነን ጎረቤተይ፡ ጋዜጣ ክእከበሉ እየ ዝውዕል፡ ካልኦት'ውን ኔሮም። በዚ ኢልካ በቲ ኩሉ ሰብ እኽብካብ ካብ ሕብረተሰብ እንድዩ፡ ካብ'ቲ ሓንቲ ይወስድ፡ ካብ'ቲ ካልእ፡ እናበለ እንድዩ ዝዕንትር፡ ኣነ ኸኣ ከምኡ'የ። ውህሉል ተመኩሮ'ኻ'ዩ ገንዘብካ ሃብትኻ። ኣነ ክኢላ እየ እንተ ኢለ ሕብረተሰብ ክኢላ እዩ ይብል ኣለኹ። ኣነ ንቅዕ እንተኢለ ኤርትራዊ ንቅዕ ምኳኑ እነግር ኣለኹ።

**- ንጥበብ መዓስ ኢኻ ካብ ተዓዘቢ ጥራይ ናብ ኣበርካቲ ዝተሰጋገርካ?**



ኣወል - ኣብ ፊልም "ኣፍሮ" ናይ ኣቦይ ነገደ ገጸ-ባህሪ ሒዙ እንኪዋሳእ

ኣወል - ቆልዓ ኣዝየ ቆልዓ እንከለኹ። ማእከላይ ደረጃ ሓርበኛታት እናተመሃርኩ ኣብ ሃ.ግ.መ.ተ.ኤ. ሰሜናዊ ምብራቕ ኣባል ኮይነ። ስምና ቀያሕቲ ዕንበባ ኔሩ (በዚ ዕድመይ ትግምቶ ትኽውን)። ምውሳእ፡ ምጽዋት ኦርጋን፡ ክራር። ኣብ ግጥሚ ልበይ ዝዓረፈለይ መሰለኒ። ጥዑማት ሓጻርቲ ግጥምታት ክጽሕፍ ይጅምር (ናይ ሽዕኡ ዓለመይ እየ ዝነግረካ ዘለኹ፡ ሎሚ ከስሕቁኒ'ውን ይኽእሉ እዮም)። እታ ናተይ ግን ሓንቲ'ያ ኔራ። ድራማ። ኣብኡ ስሕለት ይመጽእ፡ ትወዳደር፡ ትእለ፡ ብድሕሪኡ ፍሕፍሐ ይመጽእ እቲ ብርሃን ይወጽእ።

**ዋዒኡ ክገልጾ እንከሎ ናብ ጽላለ ዝቐረበ ዋዒ ይብሎ፣ ንብዙሕ ግን ሓቢዝዎ፣ ድሌታቱ ንኽይጎናደብ፣ ምስ ዓበይቲ ስነ-ጥበበኛታት ንኽተዓራረኽ ሓቢዝዎ። ብዓቕምኻ ንእሽቶ ተቐርብ እሞ፣ እቲ ሕብረተሰብ ሊቓንሳ ከምዝሃቦ፣ በዚ ስነ-ጥበበኛ ከም ዝኾነ የዕልል።**

**- ንምብጋስካ ስብር ዘብል ዘረባ፣ መግናሕቲ ገጢሙካ ይፈልጥዶ? ወይ ብገናኡ ዘይግብኣካ ክብሪ ሂቦም ዘስከሩኻ?**

ኣወል - ዘዳኸሙኒ ... ጥርዓን ከይመስል ይትረፍ። እናዘከርክዎም ስለዘይነብር ግን የለዉን ምባሎም ይሓይሽ። ምኽንያቱ ምሳኻ ዘየለ ጸላኢ'ኻ ጸላኢ'ኻ ኣይኮነን። ብልጫ ሰብ ከኣ'ኮ ረሳዓይ ምኻኑ'ዩ።

ሞራል ግን ኣሰንብድ ኣቢሉኒ ርእሰይ ዝሓበጥኩላ ካሜራ 009፡ ህውትት ኢለ እዛ ህውትት። ምስ ዓበይቲ ስነ-ጥበበኛታት ሰሪሐ፡ በቲ ኣብ ሰሌዳ ጥራይ ዝፈልጦ ገንዘብ ተመዊላ። ንጽባሒቱ ዝመጸ ኣፍልቢ ምንፋሕ እዚ ክብለካ ኣይክእልን'የ። መጠረሽታ ተበራቢረ ናብ ነብሰይ ተመሊሰ። እዚኣ ግድን እያ ትመጸካ ምሳኻ ክትነብር ግን የብላን፡ እግሪ እግሪ ጣቕዒት እያ ትመጽእ። ሓውየ ግን።

**- ንሳ ድያ ናይ መጀመርታ ስራሕካ?**

ኣወል - ኖእ ቅድሚኣ ኣብ ሓንቲ ተዋሲአ፡ እታ ቪዛ (ፍስሃየ ወርቅነህ፡ ፊሽ እዩ ኣልይዋ)፡ ብድሕሪኡ ምስ ኤፍሬም ካሕሳይ (ወዲ ኳዳ) ተሓጋጊዘ ዳይረክተር ኮይነ ሰሪሐ። ካሜራ 009



ግን ናይ ፊልማ ደራሲ ኣወል ሲዒድ ዝተጻሕፈላ'ያ።

**- ከዕርፍዶ? ምሳሕ ክዕድመካ ንዘበለካ እንታይ ምኾነ መልስኻ?**

ኣወል - ኣብ ገዛኻ ይኹነለይ፡ እቲ መግቢ ድማ ሕልበት ምበልኩ። ብሕልበት ጽሉል እየ።

**- ዘይትኽእላ ኩተዕርያ እትደልን ባህሪኻ እንታይ'ያ?**

ኣወል - ቆጸራ ምኽባር፡ ሰዓትን ዕለትን ብዙሕ ኣይርደኣንን እዩ። ነዚኣን ክልውጠን ይብህግ፡ ይጽዕር።

**- ክትሕተታ ዘይትመርጽ ሕቶ ኸ?**

ኣወል - መዓስ ድርሰት ይመጸካ? ምኽንያቱ ምስ ርእሰይ ተቛጺረ ኣይፈልጥን'የ፡ ሓሳብ ነጸብራቕ'ዩ። ሰዓት 3:00 ለይቲ እንተኢለ እንተዘይመጸ ሓሳብ እንታይ ይገበር። ብማሳ ርእሰይ ክሃርም..... ብዝኾነ እዚኣ እተሕርቐኒ ሕቶ'ያ።

**- ከምዝስ ኣጋጢሙ ኣይፈልጥን'ዩ ብዘይካ ንዓይ ትብሎ-**

ኣወል - 'ካውቦይ' ተባሂሉ ዝፍለጥ 'ፑት' ጫማ ብጣዕሚ እየ ዝፈቱ። ክሳብ ሎሚ፡ ተመሃራይ ከለኹ ቢጫ ፑት ኣብ ሲነማ ዲስኮ ዳንሰር ርእየ፡ ነተን ዝነበራኒ በርኒቺ ለኽየ ንትምህርቲ ይብገሰልካ፡ ኣብ መገዲ ስብር፡ ሽዋሕዋሕ ኢላ ከምዛ ቢኬሪ። ከምዚኣ ዘጋጠሙቶ ኣሎ ኢለ ኣይሓሳብን፡ ጫማ ኣሪጉኒ፡ ተበላሽዩ እምበር ተሰባቢሩ ኣይመስለንን።

**- ትርኢትካ ንብዙሓት ይገርሞም እዩ። ተጠማቲ ክትከውን ኢልካ ትገብሮ ድዩ?**

ኣወል - ኣከዳድናይ ድብልቕላቕ እዩ። መጀመርታ ረበሽቲ'የም ኔሮም፡ ሕጂ ግን ትርጉም ዘለዎም ክገብሮም ይፍትን። ምስቲ ዝፍተወኒ ቕዲ ተመሳሲለ ክኸይድ ይፍትን። ሰብ ናባይ ክጥምት እንከሎ ግን እዚ ኹሉ ድፍረተይ ናበይ ከምዝኸይድ ድህል'የ ዝብል።

**- ኣዝማሪኖ ምስ'ተሰርሐት፣ ኣፍሮ ክትሰዕባ፣ ናይ ሓደ ከባቢ ናይ ኣባሻውል ምስራሕ፣ ተፈታውነት ተረኺቡዋ ኢልካ ዲኻ ትደጋግም?**

ኣወል - ኣብ ሻውላት ብፍላይ ኣብ ሃገርና፡ ግብዝና ዘለዎ ናብራ ኣይረኣኹን፤ ኣብኡ ፍቕሪ መሊኡ'ዩ። ንሻውል ኣዝማሪኖ ኢለ ምስ ጸሓፍኩላ፡ ብሕጂ 200 ክፋላት ጽሒፈ ክውድኦ ዘይክእል ሃብታም ትሕዝቶ'ዩ ኣብኡ መሊኡ ዝረኸብኩዎ፡ (በተን ውሑዳት ፍልጠተይ ብዘጽናዕክዎ)። ከምዚ ሓንቲ ማንካ ጸባ ናብ ባሕሪ ዝኸዓኹ መሲላ ኣዝማሪኖ። ስለዚ እዚ ሃብቲ ከይጠፍእ ክስንደሉ እየ ህርድግ ዝብል ዘለኹ።

ብሕጂ'ውን ኣፍሮ 2 ይሰርሕ ኣለኹ፡ ኣብኡ።

**- ተዓዘቢ ከመይ ትገልጾ?**

ኣወል - ህዝቢ ኣተባባዒ'ዩ። ሕመቕና የጸብቐልና'ዩ፡ እናሰራሕካ ሓላፊ መገዲ ሓሳቡ ህብ ኣቢሉ መገዱ ይቕጽል። ልቡ ከፊቱ ይርኢ፡ ሓሳቡ ብዘይ ክፍሊት ይህበካ። ምስሉ ከተጸብቕ ድላዩ ብምኳኑ።

**- ክትዋሳእ ትኽእል ኢኻ። ብፍላይ ዓቢ ሰብኣይ ኮይንካ ክትዋሳእ። ስለምንታይ ብዙሕ ዘይትዋሳእ?**

ኣወል - ምውሳእ ምምሳል ኣይኮነን፡ ምኳን'ዩ። ምስ ዓቢ ሰብኣይ ኮይነ ክዋሳእ እንከለኹ፡ ኣነ ዓቢ ናይ ምምሳል ዝያዳ ተኽእሎ ኣሎኒ፡ ምኽንያቱ ኣነ ደይ መደይ ኢለ'የ ዝገብሮ ዘለኹ። ናይ ብሓቂ ዓቢ ሰብኣይ እንተዝኸውን ናይ ዓቢ ገጸ-ባህሪ ኣይምተላበስክዎን፡ ምነበርክዎ ጥራይ።

**- ኣብ 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ሳዋ፡ 'ወግዒ ኣካል' እትብል ናይ መድረኽ ድራማ ኣቕሪብካ ኔርካ፡ ትሕዝቶኣን መልእኽታን እንታይ'ዩ?**

ኣወል - ከም ኣርእስታ ሰብ ምስ ኣካላቱ ዘዕልሎ'ዩ። ንጅግንነት ዓይኒ፡ እዝኒ .... ናተይ ናተይ ይብልዎ። ጅግና በይኑ ኣይኮነን ናይ ሕብረተሰብ'ዩ፡ ህዝቢ ተዘይብሉ ንመን ጅግና ይህሉ? ተደጋጊፉ ጅግንነት ከምዝመጽእ'ያ ትገልጽ። ንስለኻ ኢዱ ዝሰኣነ ጅግና ንስኻ ኣእዳው እንተኴንካዮ እንታይ ዘጉሂ ክመጾ ይኽእል። ምምልላእ'ዩ ጅግንነት። ዓራቒ ድማ ግዜ ኮይኑ ቀሪቡ።

**- ኣብ ሞያ ስኡጥብብ ዘለኹም ንሓድሕድኩም ከመይ ክትትሉ ኣለኹም? ብኹሉ መልክዓት።**

ኣወል - ኣብ'ዞም ኣዳለውቲ ፊልም ብፍላይ ሓንቲ ሃጓፍ (gap) ኣላትና። ንሳ ጓና ተእቱ፡ ኑቲ ዓውዲ ጓና ማለተይ'ዩ። ብኣማላዲ ትራኹብ፡ በዚ ስራሓትና ክመሳሰል ትርኢ። ተሰራሪቕና ኣይኮናን፡ ኣይንበሃሃልን ኮይና። ካባይ ጀሚርካ እንታይ ኮይነ'የ ምስ ከማይ ሞያዊ ተዘራሪብ ሓንቲ ብልጽቲ ክንሰርሕ ዘይንፍትን ይገርመኒ'ዩ። ኣነ'ውን እምድረላ እየ ዘለኹ እምበር ኣይገበርክዋን። ሓቢርና ንሰርሓሉ ግዜ እንተዝመጽእ ክንደይ ምመቀረ! ተመላላእቲ እምበር ተበላለጽቲ ከም ዘይኮና ነግህደሉ እዋን እንተዝመጽእ።

ኣዳምዩ መምህርና፡ ሕሉፍኪ፡ ናይ ተመስገን ገ/ስላሰ (ጣኒቆ)፡ ንእስተይ፡ ህንጻ ፍቕሪ ናይ እስቲፋኖስ ኣብርሃም (ዘማች)።



**ናይ ደሃብ ፋይቲንጋ፡ ሃንቃሃንቃን ሻውሊይን ናይ መርሃዊ ተወልደመድህን (ወዲ ሃሊቃ)፡ ቪድዮ ክሊፕ ኣላይ ኣወል ስዒድ'ዩ። ኣብ'ዚ ሞያ ዘለዎ ሓሳብ እንክገልጽ፦**

ኣወል - ኩለን ብኻ ተረፈን እየ ዝብለን። ኣብኡ ዝልዓሉ ሓሳባት እኮ ደቀይ'ዮም፡ ክበታተኹ ናብ 5 ደቒቕ ክጸርዩ ሕማቕ ይስምዓኒ። ግዜኻ፡ ሓሳብካ፡ ተዋሳእቲ፡ ስእሊ፡ ኣርትዖት..... ገለመለ ወሲኽካ እሞ ድማ እቲ ስራሕ ክጽብቕ ኣለዎ ... ሃልኪ'ዩ።

**- ፊልም ምስተሰርሐ ይወጽእ፡ ኣብ ፈቐድኡ ይጸንሓካ። ኣብዚ ጉዳይ እንታይ ትብል?**

ኣወል፦ ኡፍ.... ማይ ጋድ...(ሕርቃኑ ኣብ ገጹ መሊኡ) ናብ ፍርቂ ሚልዮን ዝገማገም ገንዘብ ወጺኡ፡ ተዋሳእቲ.... ኣእምሮ... እንታይ እሞ ክብሎ፡ ዓመታት ዝወሰደለካ ስራሕ ኣብ እንዳ ኢንተርኔት ብዓሰርተ ናቕፋ ክርእይዎ፡ ከቢድ'ዩ (ጸርፌ ግዳ ከይሞልቀኒ)። እቲ ህዝቢ ብወግዓዊ ገዚኡ ክጥቀም ክምሕጸን ጥራይ'የ ዝኽእል።

**- ብስራሕካ ዓጊብካ ትፈልጥዶ?**

ኣወል፦ እንታይ ኮይኑ ኢለ? ተዝዓግብ ደኣ ዘየቋርጾ እቲ ስራሕ።

*** ትፈትዎ መስተ**

- ማይን ውጽኢቱን ጥራይ

*** ትፈትዎ መግቢ**

- ብዘይካ ስሚ፡ ሳምና፡ ሳንዱቕ፡ ሳንኬሎ ካልእ ኩሉ።

*** ንሓደ ሰብ "ይቕምቀም ኣለኹ" ኢልካዮ ኔርካ። እንታይ ምስ ሓተተካ'ዩ?**

- መረብ'ያ ደዊላትለይ። "ኣበይ ኣለኻ?" ኢላትኒ። "ሲነማ" ኢለያ። "እንታይ ትገብር?" ምስ በለትኒ፡ እታ ሕቶ ዘይትኸውን'ያ። ዘይከውን መሊሰላ። "እቕምቀም"

*** ተስሕቐካ ኢጋጣሚ**

- ከይሰሓቕኩ እሞ ውዒለ ዘይፈልጥ። ክገርመካ፡ ካብ'ቶም ካብ ሕርቃኖም ኣብ ሰሓቖም ዝሕብኡ ኣይኮንኩን። ብልበይ እየ ክስሕቕ ዝውዕል።

ሓደ ኢጋጣሚ ክንገረካ። ኣብ እንዳ ሜስ ተኻቲዕና። ንሓደ ኣቦ "ሰብ ጭራ ነይርዎዶ ኣይነበሮን?" እንተበልክዎም፡ "ኣዝማድካ ደኣ እንድዒ እምበኣር፡ ኣዝማደይሲ ኣይነበሮምን" - ስልጥቲ መልሲ። ክልተ መዓልቲ መስትያት እናረኣኹ ስሒቐላ።

*** ኣፍቂርካ ትፈልጥዶ?**

- ካብ ዕጨ እምኒ ዶ ደኣ ተፈጢረ'የ። ንነገሩ ግና እው፡ ጸፋዕፋዕ ኣቢላትኒ ነይራ ሓንቲ ሓደ እዋን።

*** ኣብ ቤት ማእሰርትን ተሓድሶን**

**ሓዝሓዝ ኣብ ዝገብርካዮ ኣስተምህሮ፡ “ሓመድ ረጊጸም ስራሕ የለን ዝብሉ ኣለዉ” ኢልካ ኔርካ። እንታይ ትዝርዝር?**

- ኩሉ ኣብ ከባቢኻ ዘሎ ኣብ ረብሓኻ ከተውዕሎ ተኽእሎ ኣሎ። ነገራት ኣስተብህለሎም እምበር፡ ንዓኻ ኢሎምዮም ተፈጢሮም። ካይላኮ ውጽኢት ሓመድዩ። ረብሓ ብዓንደርእሱ በሊሕ መንእሰይ እዩ መሪሒኡ።

*** ግጥምታትውን ርእየልካለኹ።**

- ኣይተብዝሓለይ እባ። ካብ ሃብቶም የማነ፡ ኣኽሊሉ ተስፋጽዮን፡ ተስፉ ኪሮስ ግሪይን ካልኦትን ተሓቢ. አ እየ ተሃነይ ዘውጽእ። ዋናታቱ ስለዘለዉ. ግና፡ ዓውታ ኣይሰዓቱን እዩ። ስትር ክሳብ ንዕንትር።

***

ካብ ተዓዘብትን መሳርሕትን ንኣወል ስዒድ ዝቐረቡ ሕቶታትውን ቀጺሎም ይስዕቡ፦

**ቋንቋኻን ዕድመኻን ይተሓዋወሰኒ። ካበይ ኢኻ ተምጽእ ክንድኡ ክእለት?**

ናሆም ጌታቸው ዋሽንግተን ዲሲ

ኣወል፦ የስተብህልየ። መስተውዓሊ እየ። እቲ መምህር ሕብረተሰበይዩ። እቲ ቤ/ት ጎደናታትናዮም። ኩቱር ምድላይ ክኸውን ይኽእል፡ ኣዕሩኽተይ ሕብራውያን እዮም። ዓበይቲ፡ ንኣሽቱ፡ መዛኖይ። ካብ ኩሎም ድማ ፍልጠት እወስድ፡ መንፍዓት ይስበለካ ንቓንቋ ምስትብሃል ይስበለካ።

**- ኣብ ስራሕካ ኣሳልጦ እናተመነኹ። ኣብ እትኣልዮ ፊልምታት ከመይ የጸገመካዶ? ክመጸካ ከሎን ኣብ ምስርሑን ዘሎ ፍልልይ?**

መርሃዊ መለስ

ኣወል፦ ክሰርሕ ከለኹ ናተይ ናተይ ዝሽትት ክኸውን ብዙሕ ጻዕሪዩ ዝሓትት። ናይ ጸሓፊኡ ግደን ድላይን ከየጉደልካ እውን ስለዝኾነ ምእላይ ከቢድ ስራሕዩ።

**- ኣወል (ኣቦይ ነገደ) ኣብ ዝደረሶን ዝኣልዮን ፊልምታት ተዋሳእቲ ተመሳሲልቲዮም። ጉጅለ ምግባር ከመይ መሪጽካዮ?**

ሞጎስ ካብ ቤት ገርግሽ

ኣወል፦ ትውሓሓጥ እንዲኻ። ብፍቕሪ ክትሰርሕ ድሕሪ ምምራጽዩ ዝፍጠር እምበር ኩሎም ምሳይ ዝዋስኡ ምሳይ ኣይከኑን ተፈጢሮም። ንሶም ካልእ ዳይረክተር ዘይቀየሩ ክበሃል ከኣ ይከኣል እዩ እኮ። ኣብ ምዕቡላት ሃገራትውን ዝዝውተር ምኽኑ ከዘኻኽር ግን ኣገዳሲ መሲሉ ይስመዓኒ።

*** ሕጂ መቸም ፍሉጥ ሰብ ኮይንካ እንዲኻ። ኣብ ደገ ብዙሓት ክፋለጡኻ ዝደልዩ ይገጥሙኻዮም። ኣብ ገዛኹም ከ ከመይ ኢኻ?**

ናጸነት ደበሳይ (ተመሃሪት ኮሌጅ ዓዲቐይሕ)

ኣወል፦ ኣብ ገዛና ከምታ ቀደም ዝነበርክዋ እየ። ሃሳስ እየ ኸማን። ኣብዚ ባህሊ ደስ ዝብለኒ ኣብ ገዛና ኣንበሳ ኣንበሳ እንተኢሎምኒ። ንዕኦም እየ ሑሕ ክብሎም ሓደ ወቕቲ። ስለዝስ ኣብ ገዛና ተራ ንእሽቶ ወዲ ስድራይየ።

*** ወዲእና። የቐንየልና!**

- ቀዳምካኒ። ብዝኾነ ኣነውን የቐንየለይ!

# ተረኪብ ዘረባ

**ኣወል ስዒድ ኣብ ቤት ማእሰርቲን ተሃድሶን ሓዝሓዝ ውዕሎ ኣካይዱ ነይሩ። ዘሰነይዎ ኣዕሩኽቱ ኣብቲ ኢጋጣሚ ካብ ዝበሎም ገለ ተረኪቡቲ ቃላት መዝገቦም ነይሮም። ገለ ካብኦም ስዒቦም ይቐርቡ።**

* ኣእምሮዩ እቲ ዝሰፍሐ ዓለም።

* ህይወት ድሕሪ ፍርዲያ ትጅምር።

* ሓቂ ህይወት፡ ከምቲ ንስኻ ትርእዮዩ።

* እዚ ግዜ ... ሃሰስ እናበለ ለባምዩ ዝደሊ ዘሎ።

* ሰብዩ እቲ ዓለም እምበር፡ እቲ ካልእ ደኣ ሓመድን እምነን እንድኣሉ።

* ዓበይቲ ሰባት መጻሕፍቲዮም።

* እትደልዮ ንምኽን፡ እትደልዮ ምፍላጥ የድልየካ።

* ዕዉት ምኳን፡ ኣብ ዉሽጥኻዩ ዘሎ።

* ፍቕሪ ብዋጋ ረብሓኻ ጥራይ ምስ ዝምስረት ሳዕቤኑ ዘይጽወርዩ።

* ተዓጻጻፊ ምኳንዩ እቲ ምስጢር።

* ነገራት እናተፈጣጠሩዮም ዝኸዱ።

* መሰማምዲ ሒዝካ ምቕራብ ክትሰማማዕ ይገብረካዩ።

* ድሌትካ ምስ ዉሽጥኻ ብምምይያጥዩ ዝርከብ።

* ጌጋ ድሌትካ ዘይምፍላጥዩ ጠንቁ።

* ዝዓበየ ምስጢር ካብ ምስ ነብስኻ ምዕላልዩ ዝርከብ።

* “ኑቲ እኩይ ብሰናይ ምስዓር” ንፈልጦምበር ኣይነትግብሮን።

# ኣኽዓየ

*ብመሓሪ ዑቕባሚካኤል (ጠዊል)*

# ተጀምርንስ ኣሎኺ

ፍቕሪ ዝበሃል ኣጀንዳ ጠቕሊለ ገዲፈዮ'የ ኢለኪ ኣይሰማዕክንን። እቲ ቀንዲ ንስኺ እተቐርብዮ ምገት ፍቕሪ ክትገድፎ ኣየፍቅደልካን'የ ዝበል'ዩ። ግዳ ብተመን ዝሰንበደስ ብልሕጺ ተዳህለ ድዩ ዝተመሰለ። ጓለይ እዚ ፍቕሪ ዝብልዎ ኣርእስቲ ኣሰኪሑኒ። ደሓር ከኣ እተን ምሳይ ጥዑም ፍቕሪ ዘሕለፉ ደቀንስትዮ ኩሉ ንዓኺ ዘለኪ ዝነበረንን እተዘውትርዮ ዘሎኺ ላህመት ፍቕሪ ዘኣንገዳንን'የን። በቃ ልክዕ ከምቲ ንሳተን ዘሳሰያኒ ዝነበራ ጥዑምን ዝተኾልፈን ፍቕሪ ኢኺ ተቋድስኒ ዘሎኺ። ክብለኪሲ ምስ ክንደይ ፍቕሪ ዘይጀመርኩ! ክንደይ ኣዚኻ ኢኻ ሽኮር ዘይበላኒ። ክንደይ ከይረኣኹኻ እንተውዒለ ኣይሓድርን'የ ኢለናኒ እንድየን። ኣረ ገሊኣንስ ልዕሊ ወርሒ ንዘይሕክማ ንዓይን ንዓኻን ሞት'ዩ ዝፈልየና ወሲኸን። ከይገርመኪ ደኣ'ምበር ሎሚ ኣብ ናሕሲ ገዛኣን ተሰቒሎም ኣእውዮምለን ዝኑብዓለይ ኣይመስለንን። ክውሰኸኪ! ካልኦት ዝቖነያሉ ከናፍር'ዩ ልብኺ ኣጥፊኡልኪ ዘሎ። ከምኡ ደኣ ዘይበሃል ከይከውን'ምበር ብዓቕሙ ንእስነት ዘሕለፈ'ዩ። እዚ ፋልማዩ ዝመስለኪ ቀላጽመይ ክንደይ ተሓንጊጠናኦ ሽናዕ ዘይበላ። ነዚ ዳህሲስኪ ምጽጋብ እትስእንዮ ጸጉሪ ርእሰይ ቅድመኺ ኢደን ኣዕሊበናሉ'የን። ልበይ ግና ሕዛእቲ ብዕራይ'ዩ። ንፍቕራዊ ሳዕሩ ከም ድላያ ዝበልዓቶ ኣይረኸብኩን። ገሊኡ ሰብ ሕሉፉ ምንጋር የሕፍሮ'ዩ። ግዳ ኣነስ ይነግረኪ ኣለኹ። ካብ ሰብ ከይትሰምዕዮን ጽባሕ ዝሕንኰል ነገር ከይከውንን። ግርም'ዩ ዝበለኒ። ፍቕሪ ክትጅምሮ እንክለኻ ዓንቃጺ ዝረኽቦ ኣይመስልን'ዩ። ሕጂ ልቢ ኣብቀሎ'የ ትማሊይን ውዕሎ ትማልየይን ዝነግረኪ ዘለኹ። ሓባኢ ቁስሉስ ሓባእ ፈውሱ……።

ምስ ሓንቲኣን ምውዳእ ስለዘይከኣልኩ እንደኣለ ምሳኺ ምጅማር 'ውን ከም ዝሓለፉ ከይከውን ኢለ ኣእጋሪይ ዝስሕብ ዘለኹ። ሕሉፍ ጌጋታት ንምእራም ግዜ ዘድልየኒ መሲሉ ስለዝተራእየኒ 'ንበይነየ ኣነ ንበይነየ' እናደረፍኩ ክጸንሕ መሪጸ ነይረ። ክብለኪሲ ኣብ ዘይሰመረ ፍቕራዊ ዝምድና ዝጸነሐ ልቢ ኢዱን እግሩን ክእክብ'ዩ ዝመርጽ። ንኻልእ ጀሚርካ ክትገድፎን ሰባት ብኻልእ ኣርእስቲ ተላልዮም ክገድፉኻን ዝከኣል ነገር'ዩ። ንፍቕሪ ነዚ ጥዑምን ዝድገም ዘይመስለካን ህያብ። ግዳ 'ክልተና ሓደ ኢና' ምስ በልክኒ ንእሽቶ ትንፋስ ረኺበ። ደሓር ኣብ ፍቕሪ ተመክሮ ንእትረድኣስ ሓዲግካዮ ኣይትኽድ' ዝተመልሰለ ደኣ ንዓይ እንድዩ። ግዳ እዝን ከምዝን ትገብሪ እንተኾንኪ ኣይብለክን'የ። ሕሉፍ ታሪኸይ(እቲ ንስኺ ተመኵሮ እትብልዮ) ፍቕሪ ከም ዓውዲ ስፖርት 'ሚኒማ' ኣማሊእካ ዝእቶ ከምዘይኮነ ምሂሩኒ'ዩ። ኣካ ትማሊ ደኣ እንታይ ዘይመሃረኒ? ንጽባቐን ልቦናን ሰብ ኣብ ሚዛን ሰቒልካ ከም ድላይካ ዘይዕየር ምዃኑ፡ ንኣፍቃሪኻ ድላዩ ክትኩነሉ ከምዝሓይሽ፡ ፍቕሪ ክህልወካ ዘፍቅር ልቢ ኣድላዪ ምዃኑ(ንሳተን እንተዘይ ዓቢ.ዳትለይ ዝብል ሽፋል መርገጺ ከምዝነበረኒ ኣዕሊለኪ'የ),,,,,።



ከም ዘድሊ ምስ ነገርክኒ'የ ምሳኺ ክህሉ ዝሓሰብኩ። ኣነ'የ ዝሰካሕኩ መሲሉኒ'ምበር ንስኽስ 'ህይወት ፍቕሪ እትመሃረሉ ኮሊጅ'ዩ' ኢልክዮ። መቸም ዘይትዛረብዮ የብልክን። ጓለይ እንታይ ኢኺ ዝመላእክለይከ? ካብ ንፍቕሪ ዝለመድዎ ሰባት ፍቕሪ ኣላድዩ ዝገደፎም ሰባት'የ ዝመርጽ ዲኺ ዝበልክኒ? ኣየ ንስኺ 'ሓለፍና ክብላስ እንዳ ድቁስ ይዓጥና?' ተዘራብዎ ንከምዚ ናትኪ ጉዳይ።

ሕራይ በሊ ንጀምሮ። ሕቜይ ንዝሃብክዎ ፍቕሪ ክምለሶ። 'ተመሊስካ ብሓፊሻ ፍቕሪ ዕምባባ ምዃኑ ትማሊ ምሂሩኒ'ዩ። ክብለክስ ዕምበባ ንጽባቐኡ ዋጋ ከምዝሓትት….።

ብቐረባ ዝፈልጡኒ ሰባት ከምቲ ንዓኺ ዝበልኩኺ ኣዕሊለዮም'የ። በቃ ከምታ ዘላታ 'ናብ ፍቕሪ ግልጽ ዘብል የብለይን።' ግዳ ካብ ትማሊ ንስኺ ሓይልኪ። 'ኣቐዲምካ ኣይትነኣዶ ምሕማዩ ከየጸግመካ' ደኣ ከይከውን'ምበር ኣሰር እተን ቀዳሞት ትስዕቢ ኣይትመስልን። ኣነ 'ውን ምሳኺ ከምቲ ምሳኣን ዝነበርክዎ ኣይክቕጽልን'የ። ዝቐደመ'ኳ ኣድጊይ ኣጥፊኡለይ

ኣሎ። ዓለይ እንታይ ከምዝኾንኩ ከኣ ፍትው ኣቢለኪ። ‘ሕማም ሕርሲ ተረስዓይ’ እንተዘይኮይኑ ክንድ’ዚ ናትኪ ዝፈተኹወን ኣይመስለንን። ኣረ ጭድድ ፍንጭሕ ከይትብሊ ኢለ’ምበር ርግጸኛ ኮይነ ዘይነግረኪ። ‘እምበረመጠን ፈትየኪ ኣለኹ።’ እቲ ሓደ መዓልቲ ‘ጥራይ ምሳይ ሻሂ ክትሰቲ ፍቓደኛ ኩን’ምበር ቀሰይ ኢልካ ከምትፈትወኒ ክገብር’የ’ ዝበልክዮ እነሆ ግዚኡ ኣኺሉ። ጀመረኒ ከኣ እዚ ፍቕሪ ዝብልዎ።

ኣላ ንስኺ ኣይሕለላ፡ ክትድውልለይ እንክለኺ ክንዲ ጽብቕቲ ከመይ ውዒልኪ፡ ከመይ ሓዲርኪ ‘ኣይስልችዋ’ ክብለኪ እንክለኹ ትርስዕዮ ኣይመስለንን። ኣይስልችዋ ክትብል እምበር ዘይስልችወካ ምስ በልኪ ግና ገለ ከምዝለኪ ተረዲኡኒ።

‘መን’ዩ ስምኪ....?’ ከምኡ ኢሉ ዝዛረብ ባህ ኣይብለክን’ዩ ኢለ’የ። ሓንቲ ብኣምሆ ዘየብሰልናያ ሕኪያ ነይራትና። ‘ተጀምርን ኣሎኺ....’ ምስ በልኩኺ ሓንቲ ዘረባ ወስ ኣቢልክለይ ምስታ ክጸልኦ ጀሚረ ዘለኹ ምፍልላይ ገዲፍክኒ ዕዝር ኢልኪ። ‘ንዘዝመጸት መዓልቲ ብጽቡቕ እንተሕሊፍናያ ናይ ጽባሕ ዘሸግር ኣይኮነን...።’ ምናልባት ነዛ ምልእቲ ሓሳብ መልኣያ እንተትብልኒ ‘ጉዳይ ጽባሕ ከ?’ ምበልኩኺ። ዝያዳ ጽባሕ ሎሚ ዘገድሰኪ ክትኮኒ ትኽእሊ ኢኺ። ሎሚ፡ እቲ ትማሊ ጽባሕ ትብልዮ ዝነበርኪ ግዜ ስለዝረኣኽዮ ግዳሰ ኣጕዲልኪ ትኾኒ። ቡቲ ሓደ ሓቅኺ ኢኺ። ኣነ ‘ውን ንሎሚ ከየስተማቕር ጽባሕ ክብል ምስ ሒማታተይ ተባኢሰ’የ። ሒማታተይ ኑተን ቅድም ኢለን ምሳይ ፍቕሪ ዘሕለፉ ሰባት ዝውክለሉ ስም ምኻኑ ኣዕሊለኪ’የ።

‘ዳሕረወይተይ’ ንፋስኪ ኣብ ዘለዎ ከባቢ ኮይነ ከዕልለኪ ይሓይሸ። ምሳኺ ምህላው ከኣ ይጥዕም። ንዓይነት ኣይኹነኒ ምሳኺ ጽቡቕ ኣለኹ። ውኻርያ ጽቡቕ ተቘኒናስ ነገራ ዝደለዩ ወኻኪር(ተብዓትዮ ንምባል’ዩ) ‘እዚ ቱኖኺ ደኣ ክንደይ ይጽብቕ ይብልዋ። መልሲ ኣይሰኣና ውኻይራ ድማ ‘ይመልኣለይ እምበር ጽቡቕ ኣለኹ።’ ኢላቶም ይበሃል። ከምቲ ንዳግማይ ፍቕሪ፡ ሰናይ ምሕሳብ ‘ውን ጀሚረ’የ። ተጀምርንስ ኣሎኺ!

# ሽልቆ ቀውዒ

ጐበዝ ወትሩ ንእዋንን ከባብን ምስ ተጠቕመሉ’ዩ። ኣብ እዋን ክረማት ዓሳ ዝያዳ ካልእ ሰብ ንጸባ ክሳብ ሓሙሽተ ዓይነት እናቐየረ ከም ድላዩ ይምገቦ። ናይ ስሉጥ ካብ ጥራዩ ልሒኹ ከብዱ ይነስዕ። የፍሊሓ ‘ውን። እንተደለ ኣብ ድስቲ ኵስኵስቲ፡ እንተደለ ጥሉል ዕንጸይቲ ክሳብ ፍርቂ ጨዲዱ(ገረድ ንምባል’የ) ክሳብ ዝቐይሕ ንዘርሰኖ እምኒ ኣብ ዝሓለቦ ጸባ የእትዎ’ሞ ክሳብ ዝዕፍቱ ይሰቲ። ዝሕላ ገይሩ ከኣ’ባ ይድርግሞ። ዝሕላ ፈሊሑ ዝዘሓለ ጸባ’ዩ። ምስ ሓቜኖ ብራሕ ይኸውን። ኣሙቕ እንተበሎ ‘ውን ኢጅቦ ይስራሕ። ነዚ ኩሉ ምስ ቅጫኡን ኢጅቦኡን እናቋሰየ ሓመድ የስሕኖ። ግዳ እዚ ኩሉ ተደሚሩ ክንዲ ገዓት ጸባ ኣይመጽእን’ዩ። ገዓት ጸባ ምቁርን ትኽ ኢሉ ናብ ኑብስን’ዩ። እንተተረፈ ‘ውን ናብ ዝኸዶ የብሉን። ኣብ ቅልስን ስራሕን’ዩ ዝጠፍእ።

ቀውዒ ‘ውን መባልዕቱ’ዩ። ብሰዊት ገደና ዝጀመረ ምንጋጋኡ በረኻ ወሪዱ ሕሰን ለሰን እናመረጸ ንክልተ ወርሒ ዝኸውን ዓጠቕ የብሎ። ሰዊት ገደና ምስ ደረኸ ናይ በረኻ’ዩ ዝብሪ። ሓረስታይ ንገለ ናይ በረኻ ኣቕዲሙ ይዘርኦ። እቲ ዝደሓረ ድማ ሸዊት መሸላ ክሳብ ዘርክብ መጽንሕ ይኸውን። ከም ሓሳቡ ድማ ሸዊት መሸላ መድረኹ የርክብ። መሸላ ቋቝቡ ዝረአ ጐበዝስ ኣፍልቡ ይፍልሕ።

መሸላ ቅድሚ ምሽዋቱ ይቛቖብ። ምቑጻብ ካብ ሰፈሩ ዘይወጸ ዕምት ዝበለ ፍረ ምውጻእ ማለት’ዩ። ኣካ እቶም ‘ከም መሸላ ቋቖብ’ያ ከም ዱባ የሐንጢባ እያ ኣያይ እቶ ትእቶ ኰይና’ያ።’ ዝብል ደርፌ ቤት ሒማ ዝሰማዕኩምስ ኣይሕድሰኩምን። ጐበዝ ሆየ ምቝቓብ መሸላ እንተርእዩ ኢዱ የሳሕዮ። ከመይሲ ‘ሕስይ ጐም’ ደልዩ። ቅድሚኡ ዑፍ ከይትጥዕም ዒቃኡ ጭሒጉ ግራቱ ይሕሉ። ኣካ ኑብሱ ኣይገብረሉን። ግዳ ዋሪ እትመርሐን ኣዕዋፍ መዓስ ውዕል ሃልይወን። ይቐምሳ ደኣ! ቅድሚ እቲ ዝሓረሰን ዝመሓሰን ዓኺይ።

ጐበዝ ዓዲ ምእታው እንተገዲፍዎ ኢኻ መሸላ ምሽዋቱ ትፈልጥ። ምንኛ ኮይንዎ ሸዊት እናሓሰየ ክምገብ ይጅምር። ንፋስ ቀውዒ ዘየሕመቐ ሸዊት መዓር’ዩ ዝጥዕም። ኣካ’ወ መዓር ብዘይ ደበኹና። ጸባ ከኣ’ባ ይጥዕም! ማይ ጥብ ዘይብሎ ናብ ጽልሚ ዝኸደ ጸባ። ካብ ሸባዕታ ዘይሓልፍ ሓዊ ድሕሪ ምንኻስ ኣማዕደዩ ወይ ናብ ግራት ኣትዩ ጉምቦ ይሰልዕ። ምስ ኣግባቡ ድማ’ዩ። ካብ ሓደ ወገን እቲ ግራት ሸዊት ኣይሰብርን። ንወዮ ግራት ንፋስ ከይኣትዎ። ኩቡቲ ‘ውን ሓሳብ ኣለወን። ጉምቦኡ ዝተሰብረ ግራት እንተርእየን ክኣትዋ ይደልያየን። ኣካ ቃንጫ ምሳሐንን ድራረንን’ዩ። ካልኦት ሸዊት ዝሃረፉ ከምኡ ከይሰልዑ ካብ ወሰን መንገዲ ኣይሰልዕን። በዓል ግራትን ሓላውን ባርዕ ብዘይፈጥር መንገዲ ይጡብስ። ዘይግራትካን ሚቕሚቕ ኢሉካ ሽብዳዕ ኩትብልን እንተደሊኻ ግና ሰሊዕካ ንሩባ ወይ





ጽምው ኣብ ዝበለ ጉርዒ ኣቲኻ ጉዳይ ሕሰያ ትገብር።

ምስ ሓሰኻዮ ብክልተ ኣገባብ ክትምገበ ትኽእል። እቲ ልሙድ ምስ ጠበስካዮ ናብ ነጸላኻ ከምዝረግፍ ትገብር። ጉቦዝ ምኽንካ ኩተፍልጥ እንተደሊኻ ግና ኑቲ ምስ ሓሰኻዮ ናብ ነጸላ ዘይረገፈ ብውዕዩ ኣብ ኢድካ እንከሎ እናበራረኻ ኡፍ ትብሎ'ሞ ብውዕዩ ጉም ተብሎ። ሓይልኻ ኣብ ኢድካን ኣፍካን ይምዝን። ኢድካ እናንደደ ይሓስዮ። ኣፍካ ድማ እናተመሸለቈ የኹምስዕ። ሕዱኽን ፍጋእን ጌርካ ከኣ ናብ ሰናይ ኩቢድኻ። ከምዚ ጌርካ እትምገቦ ሸዊት መሸላ 'ሸልቆ' ትብሎ። ንዓኻ 'ውን ሸልቆ'ዩ ዝሰርሓካ። ተባኢስካ እትወድቕ ኣይመስላከን። ሰሪሕካ ኣይትደክምን። ከማኻ ጽጋብ ሰርኒቕዎ ፊንፊን ዝበለ ዝራብዕ ኩተስኑ ትደናደን። ክረምቲ ሓይሉካ ክትድንድን ዝኸረመት መርዓት 'ውን ፍቓድካ'ያ ትመልእ። ኣካ ምእንቲ ፍቕራ። ሰራውር ደሙ ጭድድ ኩብል ብዝደለየ ቀላጽምካ ኣእዳዋ ንድሕሪት እንተቢልካዮ ንዓኣ እንደኣሉ ፍልም ዝብርሃ። ከመኻ ዘይጉብዝን ንጉብዝና ዞማዕደዋን ሰብ ዓቕሊ ወሲኹ'ዩ ብጥቓኻ ዝሓልፍ። ደፊእካ ንዮ እንተብጸሕካዮ ብንቡር ሰላምታ ይሓልፎ። ንዕኡ ድማ'ዩ ዝሕሾ። ዓቕሊ ወዲኡ ምሳኻ እንተጸመደ ብዓዲ ምሉእ ይክዓብ። 'ምስ ሸልቆን ሕንቆን ዶ ይግጠም'ዩ?' ተባሂሉ ይግናሕ።

'ጥረ'ዩ' ኢልካ ትሓስብ እንተኾንካ ከኣ'ባ ሓሓሲኻ ጉም ተብል። ሕሳዩ እንተብሊዕካ ዓንዲ ሕቖኻ ቅጽጽ ኢሉ ሓይሊ ይመልእ። ከም ድላይካን ከም ድላይ መርዓትካ ክትከውን ኣይትሽገርን።

---

# ተዛረብ ከዓ መጸኒ

እንተስ ክንቀፊሉ ወይ 'ውን ክኣደሉ እዚ ለጠቕ ኢለ ዝስይሞን ዝጽሕፎን ባዕለይ ዝበልክምንዩ። እኒ ሓንሳብ እከለ ዝበሎ፡ ንግስቲ እከሊት ዘጠመቐቶ፡ ሊቅ መንዩ ስሙ ዘውጽኣሉ ስም እናተባህለ ክዝረብ እንከሎ ከምዚ ልገዐ ምስ በላዕካ ብርኩታ ኩይኑ'ዩ ዝስመዓኒ። ቅንይ እንተይለ ኣስማት ኣብ ምውጻእ ሁብርም ዝበልኩ ይመስለኒ። 'ኣቦይ ፍቓዱ ባዕሎም ይነኣዱ' ደዩ ዝተመስለ? ግደ ሓቂ መንኣዲ ደኣ ግበርምበር ንኩበሰኻ ባዕልኻ ዘይነኣደኪያ እንታዋይ ድንቅኑትካ ዝሰንጠቒ'ዩ ክንእደካ። ግዳ እዚ ኣብ ኣንደቡተይ ዝመጸ ትርኢት ንብዙሓት ከምዚ ከማይ ዚጋጠመ ክኸውን ስለዝኽእል 'ብዙሓት ዝዋንኡ' እንተበልክዎ ዝቐዱ ይመስለኒ። ዝቐዱ ይሃበኒን ይሃብኩምን።

ቡተግ ኢለ ዝጸሓፍክዎ ኣይኮነን። ካብ ድግምጋም ትዕዝብቲ ዝተላዕለ ኪይኮነ ኣይተርፍን። ለዓት ዕላለይ ምሓዝ እንተሲኢንክምዎ ናብኡ ክኣቱ። ኣይምነዎ ኣይትበሉ። ብዛዕባ ኣኩዳድና ኣሓትና ፈይ ኩብል ኢለ። ፈይታ ብዘይ ኖቐፈታ።

## ኣባኻዩ

ላዕለዋይ ወገኑ ምስ ከረጺት ይመሳሰል። ኣካ ብህዮቱ ከረጺት፡ ጉዕምጭ ኣቢልካ ንምእሳር ዝጥዕም ዘፍራቕ ኩዳን። ከም ከረጺት ንዕቁብ ወገኑ ዝምለስ ብምኽኑ 'ውን ካልእ ምሳኡ ዘመሳስሎ'ዩ። ኣብ ታሕተዋይ ወገኑ ንዓይኒ ብዘይምስጡ ሕብሪታትን ካልኦት ኣፍታልን ዘጌጸ ብምኽኑ ምስ ከረጺት ወዲሓወቦ ይገብሮ። እቲ ጓሳ ግዝዕ ምዝዕ ንምጥርናፍ ኢሉ ምሳኡ ዝሕዞ ከረጺት ብኣዕናቕን ሕብራዊ ፈትልን ዝመልከዐ'ዩ። ኩዳን ኣባኻዩ 'ውን ከምኡ'ዩ። ብዓቢኡ ከኣ'ባ ተንጠልጣሊ። ከረጺት ኣብ መንኩብ ዋናኡ ክንጥልጠል እንከሎ ኩዳን ኣባኻዩ ድማ ኣብ ሕቘን ደረትን ተኣማሚኑ ጠልጠል ይብል። ግዳ ንታሕቲ ምሉቕ ኢሉ ኪይወድቕ ዋና ኩይኑ ዝሕልዎ ሕንቁቕ ኣለዎ። ሳላኡ'ዩ ድማ ኩዳን ተባሂሉ ዝጽዋዕ። ወዳን ዝኸደናኦ 'ውን ንዓኡ ኣሚነንዮን ተኸዲኖናኦ ሸናዕ ዝብላ። ቁሩብ ስክፍ እንተይለን ግና ንላዕሊ ገጸን ሰብሰብ የብላኦ። ዝሰከፋሉ ሒደትየን፡ ካብ እምንቶኦን ዝተላዕለ። ፍረታት ኣፍልበን ዋሕስ ኩይኑ'ዩ። ግዳ እዚ ኣኩዳድና ንኽልተ ወገናት ኣይጠዓመን። ብዓንደ ርእሱ ንተኽሊታት ኣፍልቢ። መግለጺ ዕሽነተይ ደኣ ኪይከውን እምበር ሕማቕ መዓልቲ ተረኺቡ ኩዳን ሽተት እንተይሉ ግዳይ ኣዒንቲ ዝኸውን ንሱ'ዩ። ንመሰንገለን ኩበድን ዘቋምት ኣዒንቲ ዘሎ ኣይመስለንን። እንተሎ ከኣ ንምስክር። ከመይሲ ዳርጋ ካብ ዝበሐ ክፉት ኣኩዳድና ከም ካልእ ኣካላት ስለዝለመድናዮ። እቲ ካልእ ዘይጠዓሞ ወገን ዝርእን ዝጥምትን'ዩ።



ቡቲ ሓደ ወገን ከምዚ ዝበለ ኣኩዳድና ኣብ ትጸቢትዩ ዘእትወካ። ሓደ ኣብ ዝመልቁሉ እዋን ንዘሎ ድራማ ኩትርኢ። ካልእ ድማ ፍቓድ ኣዒንትኻ ኩትመልእ። ወላ 'ውን ኩትርኢ ኣየፍቅደልካን'የ እናበልካዮ ዘይሰምዕ ኣዒንቲ ማእሊያ የብሉን። ሰሰሪቑ ክርኢ ኩብል ስራሑ ዝረሰዐ፡ መንገዱ ምርኣይ ሓዲጉ ናብኡ ክጥምት ምስ 'ሓወይ ይቕረታ' ዘይብል ፓሎን መንደቕን ዝተጋጨወ ህሉን ሰብ መሊኡ'ዩ። ገሊኡ ከኣ እምብዛ ይግረም። ካን ድንቕ ይብል። ኣብ ብታሕታዩ ቀዳድ ከረጺት ኣቲኻ ምኻድ ከ እንታይ ኣምጺኡ እናሓተተ ምስ ኑበሱ ጥራሕ ዝዛረብ መሊኡ'ዩ። ሒደት ከማይ እንደኣሉ ዝረኣዩ ዝዛረብ። ወይ ከ እዚ መዘዘይ!

# ሳይንስን ተክኖሎጅን

# ሰብ ከም ምንጪ ኤለክትሪካዊ ጸዓት

*ሚኪኤል ኣዳም*

ሽሕ'ኳ ካብ ኣካላት ወዲ ሰብ ክምንጩ ዝኽእል ጸዓት ሒደት እንተኾኑ ተመራመርቲ ስሉፍልጡት ግን ንምሉናብራ ክቕይሩ ኣብ ዝኽእሉ ዝተፈላለየ መዓላታት ክውዕል ክምዝኽእል ይገልጹ ኣለው።

ካብ ኤለክትሪክ ክመንጩ ዝክእሉ ንጥረ-ነገራት ዝተሰርሐ ክዳን፡ እንተ ንመቐት ሰብኦትና እንተስ ንምንቅስቓስ ኣካላትና ተጠቒሙ ጸዓት ክመንጩ ዝኻኣለሉ መገዲ ንምንዳይ ናይ ሳውዝ ሃምፕተን ዩኒቨርስቲ ፕሮፌሰር ዝኾነ ስቲቭ ቢበይ ምርምር የካይድ ምህላው ተገሊጹ ኣሎ።

ካብ'ዚ ከም'ዚ ዝኣመሰለ ንጥረ-ነገር ዝተኣልመ ማልያ ንንኣሽቱ ናይ ሕክምና ኣለልይቲ (medical sensors) ከም ምንጪ ጸዓት ክኸውን ይኽእል። እዚም ኣለልይቲ ድማ ንኩነታት ጥዕና ናይ'ቲ ሰብ እናተኸታተሉ -ንኣ. ጸቕጢ ደም- ናብ ቤት-ሕክምና ብገመድ-ኣልቦ (wireless) መራኸቢ መገዲ ጸብጻቡት ዝልእኹ እዮም። በዚ ድማ እቲ ብሰንኪ ቀጻሊ ሕክምናዊ መርመራታት ንምኪያድ ናብ ቤት-ሕክምና ዝኸዱ ብዙሓቱ ሰባት ዝፍጠር ዝነበረ ጻዕቅን ጽቕጥቅጥን ክንኪ ክምዝኽእል ፕሮፌሰር ቢበይ ይኣምን።

ጥንሰ-ሓሳብ ናይ'ዚ ከም'ዚ ዝኣመሰለ መመንጨዊ ጸዓት፡ ብመጀመሪያ እቲ መሳርሒ እኹል ጸዓት ክሳብ ዘፍሪ እቶም ኣለልይቲ ካብ ስራሕ ደው ይብሉ። እኹል ጸዓት ምስተኽዘነ ድማ ዕዮኦም ይጅምሩ። ዝተኸዘነ ጸዓት ምስተጻንቀቐ ድማ መሊሶም ስርሖም ደው የብሉ። ዝብል እዩ።

እንተኾነ ግን "ንዝኾነ ይኹን ምንቕስቓስ ኣካላት ተጠቒሙ ጸዓት ክመንጩ ዝኽእል ክዳን ብኸመይ ክዳሎ ይኽእል?" ዝብል ሕቶ፡ ንተመራመርቲ ዓቢ ብድሆ ኮይንዎም ምህላውዩ ዝገለጹ። ምኽንያቱ ይብል ፕሮፌሰር ቢበይ፡ ' ክዳን ምቱእን ንምንቅስቓስ ዘይዕንቅጽን ኮይኑ'ዩ ዝስራሕ፡ ጸዓት ክምንጩ እንተኮይኑ ግን ገለ ዕዮ (work) ክዕየዩ ዘለዎ።" ቀጺሉ ድማ፡ "እዚ ከም'ዚ ዝኣመሰለ ንጥረ-ነገር ኣብ ካልሲ ወይ ሳእኒ ክንጥቀመሉ እንተኽኢልና ዝሓሸ ውጺኢት ክህልዎ ይኽእል'ዩ። ምኽንያቱ ንምቱእነቶም ከይተንከፍካ ጸዓት ኩተመንጩ ዘክእሉ ሓይሊታት ክትረክብ ስለዝኮኣል።'

ካልእ ኣብ ኣካላት ወዲ-ሰብ ምንጪ ኤለክትሪካዊ ጸዓት ክኾኑ ዝክእሉ ከም ዋሕዚ ደምን ምንቅስቓስ ገለ ውሽጣውያን ኣካላት



(Organs) ክምዝለው ተጋሂዱስ፡ ንምምዕባሉ ገለ ተበግሶታት ተወሲዶምን ኣተባባዒ ውጺኢት ተረኺብዎምን ኣሎ። ንኣብነት ካርድዮሎጂስት ዶ/ር ፓውል ሮበርትስ ንህርመት ልቢ ተጠቒሙ፡ ሒደት ድኣ ይኹንምበር ጸዓት ክመንጩ ክኢሉ ኣሎ። ንሱ ንህርመት ልቢ ኣመልኪቱ፡ ' ኣእዳውና ኣብ ልብና ብምቕማጥ ንብርትዐ ህርመት ልብና ክስተውዕል ይኻኣል። እዚ ኣብ ግዜ ንቡር ምንቅስቓሳት ኣካላትና እዩ። ኣብ እንንገዮለ እዋን ግን ሓይሊ ህርመት ልብና መሊሱ'ዩ ዝብርትዕ። እዚ ድማ ንዕቑር ሓይሊ ህርመት ልቢ ዘግህድ እዩ።" ይብል።

ካልእ ካብ ውተሃደራት ጸዓት ንምምንጫው ዝካኣለሉ መገድታት ይናደ ምህላው ተፈሊጡ ኣሎ። ኣብ ዩኒቨርሲቲ ክራንፊልድ ዝርከቡ ተመራመርቲ ኣብ ብርኪ ወታሃደር ዝግጠም፡ እቲ ወተሃደር ኣብ ዝምርሽሉ ወይ ኣብ ዝጎዩሉ እዋን ጸዓት ክመንጩ ዝኽእል መሳርሒ ኣብ ምምዕባል ይርከቡ ኣለው። ' እዚ መሳርሒ ድማ ንዝተፈላለዩ መሳሪሒታት ከም ምንጪ ኤለክትሪካዊ ጸዓት ኮይኑ ስለዘገልግል ውተሃደራት ባትሪታት ካብ ምስካም ክገላገሉ እዮም" ትብል ኣባል ናይ'ቲ ነዚ ምርምር እተካይድ ዘላ ጉጅለ ዝኾነት ኣሊስ ዳንኤልስ።

ብኻልእ ወገን ውተሃደር ኣብ ዝጎዩሉ እዋን እቲ ኣብ እንግዳዓኡ ዝሕንገጠ ሳንጣ ዝፈጥሮ ምንቅስቓስ ተጠቒሞም ጸዓት ንምምንጫው ዝሰርሑ ተመራመርቲ ከምዘለዉ ክፍለጥ ተኻኢሉ ኣሎ። እንተኾነ ግን ነዚም ዝተገለጹ ዝተፈላለ ኣገባባት ምምንጫው ጸዓት ንምምዕባል ዝፈጅ ወጻኢ ዝሓትት ብምኳኑ ንኸሳጋሱ ከይዓንቀጾ ዝተርፍ ኣይመስልን። ሓንሳብ እንተማዕቢሉ ግን ግዙፍ ረብሓ ከምዝህልዎ ኣየጠራጥርን።

ካልእ ከም ምንጪ ጸዓት ክኸውን ይኽእል እዩ ተባሂሉ ዝእመነሉ ድማ፡ ኣብ ዝተፈላለዩ ናይ ዕዮ ቦታታትን ኣብያተ-ትምህርትን፡ ካብ ሰባት ዝምንጩ ረስኒ ተጠቒምካ ጸዓት ንምፍራይ ዘኽእል ሜላ ምንዳይ እዩ። እዚ ጥንሰ-ሓሳብ ናብ ግብሪ ምስ ዝውዕል ካብ ነፍሲ-ወከፍ ሰብ ዝምንጩ ማይክሮዋትስ ዝዓቐኑ ጸዓት ተደማሚሩ ማዕረ'ቲ ብሜጋዋትስ ኣብ ትካላት መመንጨዊ ጸዓት ዝፈሪ ጸዓት ክኸውን ክምዝኽእል ኣብ ኢምፐሪያል ዩኒቨርሲቲ ዝዋጹ ፕሮፌስር ኤሪክ ያትማን ይገልጽ።

ኣብ መደምደምታ እዚ ካብ ኣገልግሎት ዜና ቢቢሲ ዝተረኸበ ዜና ንኸደንቐና ጥራይ ተባሂሉ ኣይኮነን ኣብ'ዚ ቀሪቡ ዘሎ። እንቀስሞ ዓቢ ትምህርቲ ስለዘለዎ ከኣ'ምበር። ንሱ ድማ ኣብ ኩሉ ዓውድታት ገና ክምዝመዙ ዘለዎም ብዕቑር ተኽእሎታት ዝቅበቡ ዓበይቲ ዕድላት ምህላዎም እዩ። ከም ኣብነት እዛ ኣብ ስእሊ ንርእያ ዘሎና፡ ኣብ ቶክዮ ኣብ ጎደና ዝተነጽፈ ኤለክትሪክ ዘመንጩ መሳርሒ ኮይኑ፡ ናይ ልደት ጽሕዲ ኣብ ምብራህ ክጥቀምሉ ክኢሎም።

# ሌላ ምስ ልዕለ ልዕለ-ድምጺ መርከብ-ህዋ

ልዕሊ 60 ዓመታት ኣቑጺሩ ዝርከብ ምርምር ጠፈር፡ሓደ ካብቶም ብተክኖሎጂ ዝተራቐቑ መሳርሒታት ዝዓጥቕ ዓውዲ ምርምር ምዃኑ ርጉጽ ኮይኑ፡ ዝተፈላለዩ ሓደስቲ መሳርሒታት ኣብ ምምዕባል ድማ መሪሕ ተራ ይጻወት ከምዘሎ ካብ ዕለት ናብ ዕለት ዝምዝገቡ ዘለው ዘስተንክሩ ዓወታት ህያው ምስክራት እዮም። እዚ ዓውዲ እዚ 'ለውጢ ንዝሓሸ ብቕዓት' ዝብል ፍልስፍና እናንተከተለ ኣዝዩ ዝተራቐቐ መሳሪሒታት የማዕብል ኣሎ። ዝሓሸ ብቕዓት ክንብል ከሎና ብፍላይ ኑተን ቀንድን ኣገደስትን ንብረት ናይ'ዚ ዓውዲ ዝኾና መራኽብ-ህዋ (spacecrafts) ዝምልከት ኮይኑ ንዘስክመኦ ጾር፡ ዝጓዓዝኦ ርሕቀት፡ ዘህልኽኦ መጠን ነዳዲ፡ ዝስንዓሉ ንጥረ-ነገር፡ ዘውንጨፉሉን ዝበራሉን ስርዓታትን ፍጥነተንን ድማ የጠቃልል።

ንሎሚ እምበኣር ንሓንቲ ካብተን ብትካል ምርምር ጠፈር ኣመሪካ (ናሳ) ዝፈረያ መራኽብ ህዋ ክንድህስስ ክንፍትን ኢና። እዛ ብኤክስ-43ኤ ዝብል ስም እትፍለጥ መርከብ ህዋ ብልዕለ ልዕለ-ድምጺ ፍጥነት (hypersonic speed) እትበርር ኮይና ኣብ 2004 እያ ፈላሚ ናይ በረራ ፈተነ ኣካይዳ።

ኣብ'ቲ ብ16 ሕዳር 2004 ዘካየደቶ በረራ ድማ ሓድሽ ክብረ-ወሰን ፍጥነት ክተመዝግብ ኪኢላ። እቲ ፈተነ ሰብ-ኣልቦ (unmanned) ኮይኑ ዘመዝገበቶ ፍጥነት በረራ ድማ 10 ማክ እዩ ነይሩ። እዚ ማለት 10 ዕጽፊ ናይ'ቲ ድምጺ ዝጓዓዘሉ ፍጥነት ወይ ድማ 10,600 ኪ.ሚ ኣብ ሰዓት ምዃኑ እዩ።

ኤክስ-43ኤ ዋላ'ኳ ሞተርኣ ሮኬት ዝዓይነቱ ሞተረ እንተኾነ ካብተን ካልኦት ብሮኬት ዝዓይነቱ ሞተረ ዝበራ መራኽብ-ህዋ ግን ዝተፈልየት እያ። እቲ ቀንዲ ምኽንያት ድማ ነቲ ንነዳዲ ሃይድሮጅን ዘቓጽል ኣክሲጅን ዝኸዝን ከዛኒ ግንኢ ስለዘይብላ እዩ። ሞተረኣ ድማ ንምቕጻል ዘድልዮ ኦክሲጅን ካብ ጠፈር ጋሕፊሉ ንከእቱ ከምዝኽእል ኮይኑ'ዩ ተነዲፉ። እዚ ከም'ዚ ዝበለ ሞተረ 'ስክራም ጀት' ተባሂሉ ይጽዋዕ። በዚ ምኽንያት ድማ ኣብ ግዜ በረራ ዝህልዋ ክብደት ስለዝፈኩስ-ኣክሲጅን ስለዘይትጻውር- ናብ ህዋ ኣብ እትገብሮ ጉዕዞ ዝግበረላ ወጻኢታት ክንኪ ከምዝኽእል ትጽቢት ይግበር።

ኤክስ-43 ኤ ጽፍሕ ዝበለ ቅርጺ ኣካላት ትውንን። ንውሓት ክንፉ 1.5 ሜትሮ ፥ንውሓታ 3.7 ሜትሮ፡ ርጉዳ ድማ 0.61 ሜትሮ ኮይኑ ፥1270 ኪ.ግ ዝበጽሕ ክብደት ድማ ኣለዋ። ክንዮ ጂኦሜትሪካዊ ዓቐናታ ግን ሞተርኣ እዩ እቲ ንፍሉይነት ናይ'ዛ መርከብ-ህዋ ኣጉሊሑ ዝርከብ። ሞተረ መርከብ-ህዋ ኤክስ-43ኤ ኣየር ዘስተንፍስ (Air-breathing) ሞተረ ተባሂሉ እዩ ዝጽዋዕ። ብከመይ ብምዝዓዩ ንክንርዳእ ድማ፡ ቅድም ነቲ ልሙድ (conventional) ሮኬት ዝዓይነቱ ሞተረ ክንምልከት የድሊ።




ልሙድ ሞተረ ሮኬት፡ ኦክሲጂንን ነዳዲ ሃይድሮጅንን ኣብ ቦኽራ-ምቕጻል (combustion chamber) ብምቅጻል እዩ ወንጫፊ ሓይሊ ዝፈጥር። ብምቕጻል ኦክሲጂንን ነዳዲ ሃይድሮጅንን ዝፍጠሩ ውዑያት ጋዛት ልዑል ጸቕጥን ፍጥነትን ኣለዎም። ብኣፍ-መሽንቶ (nozzle) ከምዝሓልፉ ስለዝግበር ድማ ዝያዳ ሕና (acceleration) ይህልዎም። ኣብ'ዚ ግዜ እዚ ፍትነት ናይ'ዞም ዝተቃጸሉ ጋዛት ካብ 8,000 — 16,000 ኪ.ሜ ኣብ ሰዓት ይበጽሕ። ብተግባርን መልሰ-ተግባርን ድማ ወንጫፊ ሓይሊ የመንጭው።

ዋላ'ኳ ሞተረ ሮኬት እኹል ሓይሊ ዘመንጨ እንተኾነ ሕጽረታት ከይሃለዎስ ኣይተረፈን። ሓደ ካብ'ቲ ሕጽረታት ድማ ንፈሳሲ ኦክሲጂን ዝኸውን ከዛኒ ግንኢ ግድን ስለዘድልዮ እዩ። እዚ ድማ ንክብደት ናይ'ታ መርከብ ህዋ ብምውሳኽ ንስኑ-ምንቅስቓስ ኣየራዊ ብቕዓታ (aerodynamic efficiency) ስለዘጉድል እዩ። ንኣብነት ሓንቲ ብሮኬት ዝዓይነቱ ሞተረ እትውንጨፍ መርከብ-ህዋ 616,432 ኪ.ግ ዝኽብደቱ፡ 541,313.63 ሊትሮ ፈሳሲ ኦክሲጂን



የድልያ። ብዘይዚ ኦክሲጅን እዚ ክብደት ናይ'ዛ መከብ ህዋ 74,842 ኪ.ግ ጥራይ እዩ። ስለ'ዚ ክዙን ኦክሲጂን ዝፈጥሮ ጸገም ንጹር ምኳኑ ንግንዘብ። ስለ'ዚ ነዚ ዝተጠቕሰ ድኻም ንምእራም ሓድሽ ሞተረ ክንደፍ ነይርዎ። እቲ ነዛ ኤክስ- 43ኤ ዝተሰመየት መርከብ ህዋ ዝውንጭፍ ሞተረ ድማ ነዚ ድኻም እዚ ንምእላይ ብቑዕ ኮይኑ ተረኺበ። እዚ ሞተረ እዚ ኣብ እዋን በረራ ንምቕጻል ዘድሊ ክዙን ኦክሲጂን ኣየድልዮን እዩ።

ኣቐዲሙ ከምዝተገልጸ ሞተረ ኤክስ-43ኤ ስክራም ጀት (scramjet) እዩ ዝበሃል። እዚ ሞተረ እዚ ዝዘውር ኣካል የብሉን። ንድፊ ናይ'ዚ ሞተረ ድማ ዘይተሓላለኸ እዩ። ብዓባያ እታ መርከብ ህዋ'ውን ኣካል ናይ'ቲ ሞተረ ኮይና እያ እትንደፍ። ናይ ቅድሚት ክፋል ናይ'ዛ መርከብ ህዋ ከም መእተዊ ኦክሲጂን ፡ዳሕረዋይ ክፋላ ድማ ቅርጺ ኣፍ-መሸንቶ ዝሕዝ ኮይኑ ንመውጽኢ ዝተቃጸሉ ጋዛት የገልግል።

ኣብ'ዚ ሞተረ'ዚ ምቅጻል ኦክስጅንን ነዳዲ ሃይድሮጅንን ፡እታ መርከብ ህዋ ናይ ልዕለ-ድምጺ ፍጥነት በረራ (supersonic flight) ኣብ እትጅምረሉ እዋን እዩ ዝጅምር። ምኽንያቱ ዘድሊ ጽቕጠት ናይ'ቲ ናብ ሞተረ ዝኣቱ ኦክሲጂን ኣብ ልዕለ-ድምጺ ጥራይ'ዩ ክርከብ ስለዝካኣል። ኣብተን ልሙዳት መራክብ-ህዋ፡ ጽቕጠት (compression) ብጸቓጢት ኣየር (air-compressor) እዩ ዝዕመም። ኣብ መርከብ-ህዋ ኤክስ-43ኤ ግን ጸቅጠት ኣየር ብፍጥነትን ንዕኡ ተኸቲሎም ዝመጹ ሓይልታት ስነ-ምንቅስቃስ ኣየርን (Aerodynamic forces) እዩ ዝፍጸም።

እቲ ካብ ጠፈር ተጋሕፊሉ ዝኣተወ ኣየር ድሕሪ ምጽቃጡ ናብ ቦኽሪ-ምቕጻል ይኣቱ። ኣብኡ ድማ ነዳዲ ሃይድሮጅን ይንጸገሉ። በዚ ከም'ዚ ምቕጻል ይፍጠር። ውዑያት ጋዛት ድማ ንድሕሪት ብሓያል ሕና ብምውንጫፍ ግዚፍ ይፋኣ. ሓይሊ የመንጭው።

## ስርዓተ በረራ

ኣቀዲሙ ብዝተገልጸ መስርሕ ኣተዓያይያ ሞተረ ኤክስ-43ኤ፡ እዛ መርከብ-ህዋ ካብ ምድሪ ክትውንጨፍ ኣይትኽእልን እያ። ስለ'ዚ ናብ ልዕለ-ድምጺ ፍጥነት በረራ ብሓገዝ ኣዕዛዚ ሮኬት (Booster rocket) ተሓጊዛ እያ እትውንጨፍ። ብድሕሪ'ዚ ሞተርኣ ስርሑ ስለዝጅምር ብገዛእ-ርእሳ ክትበርር ትጅምር።

ናይ በረራ ፈተነ ኣብ ዘካየድትሉ እዋን ብከምዚ ዝስዕብ ኣገባብ እያ ተወንጪፋ።

1. ኤክስ-43 ኤ ምስ ኣዕዛዚ ሮኬት ትተሓሓዝ

2. ኤክስ -43ኤን ኣዕዛዚ ሮኬትን፡ ነዚ ንጥፈት'ዚ ተባሂላ ብፍሉይ ዝተዳለወት ቢ.-52 ብዝዓይነታ ነፋሪት ተጻይሮም ናብ 6,000 ሜትሮ ብራኸ ይውሰዱ።

3. ነፋሪት ቢ.-52 ኣብ'ቲ ዝተመደበ ብራኸ ምስ በጽሐት፡ ንመርከብ-ህዋ ኤክስ-43ኤ ናብ ጠፈር ትፍንዋ።

4. ኣብ'ዚ ኣዕዛዚ ሮኬት ይትንስእ'ሞ፡ ብልዑል ሕነት ነታ መርከብ ህዋ ናብ 30,500 ሜትሮ ብራኸ የሕኩራ።

5. ኣብ'ዚ ዝተጠቕሰ ብራኸ ኣዕዛዚ ሮኬት ዕዮኡ ፈጺሙ ካብ'ታ መርከብ ህዋ ተነጺሉ ይፍለ። ኤክስ-43 ኤ ድማ ሞተርኣ ይትስእ'ሞ በቲ ኣቀዲሙ ዝተዋደደላ ፕሮግራም ተመሪሓ በረረኣ ትፍልም።

6. በረራ ምስ ዛዘመት ድማ ናብ ውቅያኖስ ተነቁታ ትጥሕል።

በዚ ከምዚ ዝኣመሰለ ሞተረ እትውንጨፍ መርከብ ህዋ፡ ሰብን ንብረትን ናብ ህዋ ንምግዕዓዝ ዝያዳ ውሕስነት፡ ተዓጻጻፍነትን ርትዓዊ ክፍሊትን ከምዘለዋ ኪኢላታት ይገልጹ ኣለው።

ነዚ ልዕለ ልዕለ ድምጺ በረራ (hypersonic flight) ኣብ ኢንዱስትሪ መጓዓዝያ ነፈርቲ ንምትእታው'ውን ይፍተን እዩ። እንተኮነ ግን እቲ ኣብ ዝሓለፈ ወርሒ ነሓሰ ዝተኻየደ ፈተነ ብፍሽለት ብምዝዛሙ፡ ኣብ ዝመጽእ ሒደት ግዚያት ግብራዊ ክኾውን ዘለዎ ተኽእሎ ኣዝዩ ውሑድ ይመስል።

ምንጪ፡- Howstuff works

ሚኪኤል ኣዳም

## ዘለኩ ደኣ !

# ሰብን ኣምላኽ ክመስል ምድላዩን



ዘልኩ ደኣ … ዘለኩሲ … እዚ ዓለምናን ፍጥርታቱን እንተ ኣስተባሂልኩምሉ ብዙሕ ዘገርምን … ገሊኡ ኸኣ ዘስሕቕን ወይ ጠርሹ ኩብኩዩካ ዘውዕልን ነገራት ክትዕዘብ ትኽእል።

ካብ ብዘስሕቕ ነገር ብዘብኪ ነገር ዕላል ክጅምረልኩም። እዚ ፈረስ ኣደይ ማርያም ዝብሃል ሓሸራ ኣብ ሙሉእ ሂወቱ ሓንቲ ግዜ ጥራይ ሰጋዊ-ርክብ ይፍጽም። (ቅድሚ ሕጂ ጽሒፈሉ ነይረ) እዚ 'ፕረይንግ ማንቲስ' ዝብሃል ፍጥረት ክንዲ-ሰብ ምስ ኣኸለ መርዓት ይደሊ። እቲ መርዓት ማለት እታ ኣንስተይቲ ከምዝን ገሊኣን ደቂኣንስትዮ እያ። ወዲ ዝበሃል ኣብ ጥቕኣን ዘየቕርባ ኣናብር ዝኾና ደቂ ኣንስትዮ ኣለዋ። (ኢጋጢመናኒ ይፈልጣየን)

ዘልኩ ደኣ ... ዘልኩሲ ... እዚ ተባዕታይ ፈረስ ኣደይ ማርያም ተጠንቂቑ እናተሓብኣን እናተመሳሰለን ብድሕሪኣ ... መጸኡ ዝል ኢሉ ኣብ ዝባና ደይቡ ክራኸባ ይጅምር። ሽዑ ንሳ ክሳዳ ጥውይ ኣቢላ ርእሱ ኽትበልያ ትጅምር። ንሱ ግን ብዘይ ርእሲ ኑቲ ርክብ ይቕጽሎ። ምስ ወደአ ካብ ዝባና ዘልሓጥ ኢሉ ይወድቕ። እታ ኣንስተይቲ ኑቲ ሬሳ ናይ'ቲ መርዓዊ ተረጋጊኣ ከም ምሳሕ ትጥቀመሉ።

ነዚ ዘደንግጽ ወይ ዘብኪ ፍጻመ ሂወት ናይ'ቲ ተባዕታይ መርዓዊ፡ ንሱ'ዚ ኣዕሊሊያ። ድሕሪ'ቲ ዕላል ኣነ ሕቶታት ቀጺለ።

ኣነ፦ "ናይ ሰብ ከምዚ እንተዝኸውን… መዓስ ተበሊዐ ምኾንኩ?"

ሱዚ፦ "ዎ … ወሪዱኒ … ንስኻ ደኣ… ክንዲ ብዕራይ ትኸውን መን በሊዑ ክውድኣካ…

ኣነ፦ "ንሱስ ጸገም የብሉን… በብንእሽቶ ዋላ…"

ሱዚ፦ "ዋላ ጉዚ ገይረ ኸኣ እካረጅ"

ኣነ፦ "እተን ሓደ ግዜ መርዓዊአን ዝበልዓ ፈረስ ኣደይ ማርያም ኸም ሰብ ሓዳር ወይ ቃል ኪዳን ዓይነት እየን። እተን ኣመንዝራታት ዓይነት ከ ክንደይ ተባዕትዮ ክበልዓ ማለት'ዩ?"

ሱዚ፦ "ኣመንዝራታት ሲ… እንዳ ሲጋ ከውጽኣ'ዩ ዘለወን"

ዘልኩ ደኣ … ዘልኩሲ … እዚ ፈረስ ኣደይ ማርያም ተባሂሉ ዝጽዋዕ መስኪን፡ ዘደንግጽ ተባዕታይ፡ እቲ ስሙ ምስ ሂወቱን ታሪኹን ኣይከይድን እዩ። ስለዚ ከም ርእይቶይ እቲ ስሙ ካብ ፈረስ ኣደይ ማርያም ናብ ምሳሕ ኣደይ ማርያም (ምሳሕ ጓልማርያም) እንተዝቕየር ምስ'ቲ ኣማውታኡ ዝመሳሰል ስም ምኾነሉ።

ዘልኩ ደኣ … ዘልኩሲ … እንድያሞ … ናበይ … ናብ ፍጥረታት ዓለም … ኣነ ዕድመይ 50 ዓመት'ዩ። ኣስናነይ ግን ዕድሚኦም 45 ዓመት እዩ። ኣነ ንኣስናነይ ብ7 ዓመት ይዓብዮም። ኮታ ኣስናን ዝዛረብ እንተዝኸውን … "ኢያ ግርማይ" ክብለኒ ምተገብኦ።

ዘልኩደኣ … ኣስናነይ ወዲ ሸውዓተ ዓመት ምስኮንኩ ይጎርፉ። ኮምፕሌታ ሓድሽ ኣስናንን ኮራርምትን ይበቁል። እዚ ብዕድመ ካባይ ዝንእስ ነገር፡ ኣብ ግዜ እርጋን ከኣ ኩሉ ይረግፍ። ኣስናን ዘይብልና ተወሊድናስ ኣስናን ዘይብልና ንመውት። እየ! እዚ ፍጥረትና!

ዘልና ደኣ … ዘልናሲ … ስኒ ሓንሳብ ምስ በቖለ መዋእሉ ኣይውሰኽ ኣይንኪ። እቶም ካልኦት ኣብ ኣካላትና ዘለዉ ዋህዮታት ግና ኣብ ኣዋርሕ ወይ መዓልታት እናሞቱ ብሓደስቲ እናተተኻኽኡ ይነብሩ። ንኣብነት ሓደ ቀይሕ ዋህዮ ደም ኣብ 120 መዓልቲ ይመውት። እቲ ንሱ ተሰሪሑሉ ዝጸንሐ ትሕዝቶ ተጣሒኑ ካልእ ዋህዮ ይስረሓሉ። ስንና ግን ሓንሳብ ምስ በቖለ ከም ጸጉርና ወይ ጽፍርና ወትሩ

ግዜ ኣይዓብን እዩ። ከም ጽፍሪ ዝበቁል ነይሩ እንተዝኸውን … ከምቲ ኣብ ጸጉሪ ዘሎ ፋሽን ኣቀማቕማታት ናይ ስኒ፡ ኣቀማቕማ'ውን ፋሽናት ምሃለዎ ነይሩ … ዘልና ደኣ.. (ገሊኦም ከኣ ኣስናኖም ዘይቅምቅሙ ጆብጃባት (ራስታ ስኒ) ምሃለዉ ነይሮም)

ወዲ ሰብ … ብእልቢ ዘይብሎም ዋህዮታት ዝቖመ እዩ። ቁጽሪ ናይ'ቶም ዋህዮታት ብቢልዮናት … ወይ ትሪሊዮን … ኦክቲሊዮን … ዲካ ሊዮን … ኢልካ'ውን ዝቑጸር ኣይኮነን።… ዘልኩ ደኣ… ዘልኩ…ሲ… ግርማይ ማይ እንተጸሚኤ ኣነ ኣይኮንኩን ጸሚኤ። እቶም ዋህዮታት እዮም ጸሚኦም። ግርማይ ጥሜት እንተተሰሚዑኒ ካብ'ቶም ዋህዮታት ጠሚና ዝብል መልእኽቲ መጺኡ ኣሎ ማለት'ዩ። ዋላ ሰጋዊ ርክብ'ውን እንተኾነ ብድፍኢት ናይ'ቶም ቆልዓ ክፈጥሩ ዝደልዩ ዋህዮታት ዝግበር እዩ። ስለዚ ኣነ … ከም ሓደ ዓቢ ዘንቢል እንተተሓሲበ፡ እቶም ዋህዮታት ከኣ ኣብ ውሽጢ'ቲ ዘንቢል ዘለዉ ህዝብታት ንሕሰቦም። ስለዚ ኣነ… እቲ ግርማይ ዝበሃል ኣነ፡ እኩብ ናይ ዋህዮታት እየ እምበር፡ ግርማይ ዝበሃል ርእሱ ዝኸኣለ ነገር ኣይኮንኩን። ብሓጺሩ "ግርማይ" መጸውዒ ናይ እቲ ዘንቢል ናይ ዋህዮታት እዩ። እዚ ኣብ ዓውደ-ትምህርቲ መጎት ይበሃል። ብመጎት ወይ ሎጂክ ኣነ… ከምዘየለኹ "ፕሩፍ" ገይረልኩም ኣለኹ። ከምኡ'ውን ብሎጂክ … ኣነ ከረጺት ወይ ዘምቢል መቐመጢ ናይ ሴላት ከም ዝኾንኩ "ፕሩፍ" ገይረልኩም ኣለኹ። ስለዚ ድሕሪ ሕጂ ዝኾነ ሰብ ግርማይ ከረጺት ኢሉ ክጽውዓኒ ሰብኣዊ መሰል ኣለዎ። ህዩማን ራይት!

ዘልኩ ደኣ … ዘልኩሲ … እቲ ቀንዲ መሰረት ናይ ሂወት ሓመድ እዩ።

ኣብ ሰማይ ኮይንካ ንዓለም ቁልቁል እንተሪኢኻያ እቲ ኩሉ ዝርኣየካ ህንጻታታን መካይንን ፋብሪካታትን ሰባትን ኩሎም ኣብ ውሽጢ መሬት ዝነበሩ'ዮም። ሓጺን፡ ነሃስ፡ ኣሉሚንዩም፡ ሲሚንቶ፡ ኖራ፡ ሕጡብ… ፕላስቲክ (ራብር-ትሪ) ኩሉ ምንጪ ካብ መዓሙቕ ምድሪ እዩ። ሰብ ክጽፈ ከሎ ኣትሒዙ ሙሉእ ሂወቱ ብትሕዝቶ መሬት እዩ ዝህነጽ።

ዘልኩ ደኣ … ዘልኩሲ … ኣብ'ቲ ዓቢ ቅዱስ መጽሓፍ ዝተጻሕፈ ጽሑፍ ኣሎ። "ኣብ ትሕቲ ጸሓይ ሓድሽ ነገር የልቦን። እቲ ዝነበረ'ዩ መሊሱ ዝኑብር… እዝኒ ብምስማዕ ኣይትመልእን… ዓይኒ ብምርኣይ ኣይትጸግብን… እቲ ዝነበረ እዩ መሊሱ ዝኑብር (መሊሱ ዝመጽእ… መሊሱ ዝወጽእ) … ሰብ እነሆ እዛ ነገር እዚኣ … ሓዳስ እያ ይብል፡ ግናኸ ድሮ በቲ ቕድሜና ዝነበራ ዘበናት ዝነበረት እያ … ኩሉ ከንቱን ደድሕሪ ንፋስ ምጉያይን እዩ። … ብዙሕ ጥበብ ኣብ ዘለዎ ኣብኡ ብዙሕ ጓሂ ኣሎ… እቲ ፍልጠት ዘብዝሕ ስቓይ የብዝሕ…" ይብል'ቲ መጽሓፍ።

ዘልኩ ደኣ … ዘልኩሲ … ወዲ ሰብ ዝመሃዞ ሓድሽ ነገር የለን። እቶም ተመራመርቲ ክሳብ ሕጂ ይረኽቡ ደኣ ኣለዉ እምበር ዝመሃዝዎ ከምዘየለ ዝዛረብ ጽሑፍ እዩ። ንኣብነት መኪና እቲ ሓጻዊና ኣብ ውሽጢ መሬት ነይሩ። እቲ ፕላስቲክ ከኣ ካብ 'ራብር ትሪ' ተወሲዱ። እቲ 'ራብር ቲሪ' ከኣ ነቲ ፕላስቲክ ካብ ውሽጢ መሬት እዩ ወሲድዎ።

ዘልኩ ደኣ … ዘልኩሲ … ሰብ ንመኪና ኣሊጋጊብዋ ጥራይ እዩ። ከም ድረሰት'ውን ቅዳሕ እያ። ኦርጅናል ኣይኮነትን። ካብ ድርሰት ናይ ኣምላኽ ተቐዲሓ ወይ ኮፒ ተገይራ'ያ ተሰሪሓ። ዓይኒ … እግሪ … ሱር ደም … ልቢ … ወ.ዘ.ተ. … ካብ ካልኦት ፍጥረታት ኮፒ ዝተገብረ እዩ።

በርትራንድ ራስል ዝተባህለ ፈላስፋ ኣብ'ታ 'ፓወር' እትብል መጽሓፍ "ወዲ ሰብ ኣብ ውሽጡ ንኣምላኽ ምምሳል ወይ ኣምላኽ ናይ ምኳን ባህጊ ኣለዎ።" እትብል ምልእቲ ሓሳባት ኣላ። እንተሓሰብኩላሲ፡ ኩሉ ምንቅስቓሳት ወዲ ሰብ ከምቲ ራስል ዝበሎ ኮይኑ እየ ረኺበዮ።

Imitating God

ቀባኣይ፡-

ነቲ ኣምላኽ ዝፈጠሮ ሰብ ንሱ ኣብ ካንቫስ ይደግሞ። እንሓንሳብ ካብ'ተን ኣምላኽ ዝፈጠረን ንላዕሊ ምልኩዓት ስኢሉ ንኣምላኽ'ውን "ኣውት-ሻይን" ክገብሮ ይደሊ እዩ። ኣብ ውድድር ፈጠራ ሊዮናርዶ ዳ ቪንቺ ቀዳማይ ወጺኡስ ኣምላኽ ከኣ ካልኣይ ክወጽእ ማለት እኳ'ዩ። ከም ሞናሊዛ ኣምላኽ'ውን ኣይፈጠረን ክበሃል ሰሚዕኩም ዶ ትኾኑ። ቀባእቲ በቲ "ሪያሊዝም" ዝበልዎ ንኣምላኽ ክወዳደርዎ ስለዘይከኣሉ፡ ናቶም ሓደስቲ ዓይነት ፍጥረታት ክስእሉ ጀሚሮም - ናይ ፒካሶ ስእልታት ተዓዘቡ። ዓይኒ ኣብ ግንባር… ጡብ ኣብ ክሳድ… እዝኒ ኣብ ምዕጉርቲ... ኣፍ ኣብ መንበስበስታ ዝተሳእላ ጓል ክትርእዩ ትኽእሉ ኢኹም። በቲ "ኦርደር" ወይ ንቡር ንኣምላኽ ምውድዳሩ ምስ ስኣኑ፡ ናቶም ፈጢሮም። በቲ ንቡር (ኦርደር) ፈቲንካ ምኳን እንተኣብዩካ ብዕግርግር (ብኪኦስ) ትወዳደር።

ደራሲ፡-

ኣብ መጽሓፍ ንዘለዉ ኩሎም ገጸ-ባህርያት ኣምላኽም ንሱ እዩ። ጽሕፍቶ ናይ ነብሲወከፍ ገጸ-ባህሪ ኣብ ኢዱ ስለዘሎ፡ ፒሮኡ ሒዙ ኣብ ጠረጴዛ ኮፍ ኢሉ ኣምላኻዊ ዕዮታት ክዓዪ ከሎ፡ ብምናብ እስከ ረኣይዎ። ናይ'ዚ ኣምላኽ እዚ ኸኣ ከምቲ ናይ ቀባኣይ እዩ። እቶም ንሱ ዝፈጥሮም ካብ'ቶም ኣምላኽ ዝፈጥሮም ዝነውሐ ዕድመን ሓይልን ከምዝህልዎም ክኾኑሉ እዩ ዝጽዕር። ሼክስፒር ኣምላኽ ፈጢርዎ። ሼክስፒር ንኦቴሎ ፈጢሩ። ሼክስፒር ኣብ 60 ዓመቱ ሞይቱ ንበል። ኦቴሎ ግን ኣማኢት ዓመታት ጸኒሑ ኣሎ። ኣብ መድረኽ ንኦቴሎ እምበር ንሸክስፒር ኣይንርእዮን ኢና። ተመልከቱ! ደራሲ እቲ እቲ ንእሽቶ ኣምላኽ ቡታ መዋቲት ፍጥረቱ… ዘይመውት ፍጥረት ፈጢሩ ዘንትእለታዊ ከንብሮ ምፍታኑ እንታይ ይበሃል። (ዋላ'ኳ ንዓይ እንተኣሞትካኒ ኣነ ግን ካብ ናትካ ፍጥረት ዝበልጽ ዘንትእለታዊ ሰብ ፈጢረ ኣለኹ" ማለቱ እኳ'ዩ።

ገጣሚ፡-

ከምቲ ሰባት ካብ መሬት ኩዒቶም ሓጺን ኣውጺኦም መኪና ወይ መቐስ ዝሰርሑ፡ ገጣሚ ኸኣ… ካብ መዓሙቕ ፍጥረታትን ስምዒታትን… ኩዒቱ… መግቢ… ንልብና… መግቢ ንመንፈስና ይፈጥር። ነቲ ብቓል ኣምላኽ ጥራይ ክምግብ ዝተፈጥረ መንፈስና… ገጣሚ'ውን መግቢ ክፈጥረሉ ይህቅን። ኣብ ገለ ኩርናዕ ናይ ጽምዋ ኮይኑ "ኦዝማንድያስ… ኪንግ ኦፍ ኪንግስ" ይብል።

ዘያሚ፡-

ነቲ ኣምላኽ ኣብ ግዜ ሓደጋ ከም መጸዋውዒን መረዳድእን ኢሉ ዝፈጠሮ ድምጺ፡ ካብ ፈጣሪኡ ንላዕሊ ንኻልእ ኣገልግሎት ኣውዒሉ ንኣምላኽ ክወዳደሮ ይደሊ። ንድምጺ ኣብ ቅኒት ኅሮሩኡ ኣእትዩ ብድምጹ ንሰባት እንተደለየ ከቓዝኖም፡ እንተደለየ ከብክዮም፡ እንተደለየ ከሕዝኖም ከሎ ብፈጣሪነቱ ሓጎስ ይስምዖ። ነታ ምስኡ ተፈጢራ ምስኡ ክትመውት ዝተፈጥረት ድምጹ፡ ኣብ CDን ፍላሽን ገዲፍዋ ይመውት። ኢሞርታል ወይ ዘልኣለማዊ ብምኳን ንፈጣሪ ይምክቶ ኣሎ ማለት ኣዩ።

ከብቲ ዘፋሪ (ጓሳ)፡-

ጓሳ'ውን ከም ደራሲ … ናይ'ተን ከብቱ ኣምላኽ እዩ። ናብ ዝደለዮ ወሲዱ የብልዐን፡ ማይ የስትየን…ካብ ኣራዊት ይከላኸለለን፡ ኣብ ዝደለዮ ግዜ ኸኣ ይሸጠን ወይ ይበልዐን።

ኢንጅነር፡ ዶክተር፡ ነዳቓይ፡ ሓረስታይ… መካኒክ፡ ኣውቲስታ፡ መምህር፡ ፈለኛሞ… ኩሉ በብሞያኡ ነቲ ስራሕ ናይ ኣምላኽ ክደግሞን ኮፒ ገይሩ ክዓይን እዩ ዝውዕል።

NB፡- ወዲ ሰብ እቲ ናይ ኣምላኽ ነገር ቀዲሑ ክሰርሕን ንዑኡ ክመስልን ምፍታኑ… ብፍላጥ ወይ ኮነ ኢሉ ዝገብሮ ኣይኮነን። እንታይ ደኣ? ከምኡ እዩ ተፈጢሩ። ዕየት ምስ ተወልደት ጡብ ኣዲኣ በየን ከምዘሎ መን ይነግራ? እቲ ጡብ ዝያዳ ጸባ ከውጽእ ብኣፋ ዲጕ ዲጕ ተብሎ፡ ጸባ ሻሕሻሕ ይብለላ። መን ይነግራ? ሓንቲ ገረብ ኣራንሺ ኣብ 6 ዓመት ዕምባባ ከተውጽእ ከም ዘለዋ… ፍረ ክትህብ ከምዘለዋን… መን'ዩ ካላንደር ሒዙ ዝነግራ? ዕፉን ኣብ ኽልተ ወርሒ ከም ዝኣኽለ መን ይነግሮ? ፍጥረቱ ከምኡ'ዩ። ኣብ ውሽጢ ነብሲወከፍ ፍጡር ግዜ ዝዕቅኑሉ 'ሮሜር' ዝዓይነቱ ሰዓት ኣለዎ።

ዘልኩ… ደኣ … ዘልኩሲ… ዝረሳዕክምዎ እባ ኣለዉኒ። ነጋዳይን ንጉስን ረሲዐ!... እዚኦም ደኣ… እቶም ቀንዲ ባእታታት ናይ ሕብረተሰብ እንድዮም።

ነጋዳይ፡-

ከም'ቲ ኣምላኽ ንፍጡራቱ… ማይ… ሳዕሪ… መደቀሲ፡ ጸሓይ…፡ ንፋስ… መሬት ዝቐረበሎም፡ ነጋዳይ'ውን ንፍጥረታት ዓለም ዘድልዮም ነገራት ብምቕራብ ናይ ንእሽቶ ኣምላኽ ተራ ይጻወት።

ንጉስ (በዓል ስልጣን)፡-

ኣምላኽ ወዲ ሰብ መንፈሱ ዝመሓደረሉ ጽድቕን ሓጥያትን ዝበሃል ነገር ከምዘሎ ይነግረና። ካብ ሓጥያት ክንርሕቕን ሰናይ ክንገብርን ይምዕደና። ንጉስ ከኣ እቲ ስጋና ዝመሓደረሉ ሕግን ገበንን ዝበሃል ነገር ከምዘሎ ይነግረና። ካብ ገበንን በደልን ክንርሕቕ ከኣ ይምዕዱና። ኣምላኽ "ኣብ ኩሉ ግዜን ቦታን ኣለኹ። ካባይ ተሓቢእካ እትገብሮ ነገር የለን'ሞ፡ ንጹህ ኩን" ይብል። በዓል ስልጣን ግን ከም ኣምላኽ ኣብ ኩሉ ግዜን ቦታን ክህሉ ስለዘይክእል፡ ከም ዓይኒ ዝጥቀመሎም ፖሊስን ከም እዝኒ ዝጥቀመሎም ሰለይትን *ሚስቲጌሽን፡ ቃርማ፡ ኩትሻ፡ ናይ እዝኒ ይቖጽር። (ሚስቲጌሽን ኢንቨስቲገሽን ማለት'ዩ)

ኣብ ታሪኽ ዓለምና፡ ንህዝቦም ብፍትሒን ብስርዓትን ዘመሓድሩ ሕያዎት ነጋውስ ነይሮም እዮም። ከም በዓል ኔሮ ዝበሃሉ ንጉስ ናይ ሮማውያን ከኣ ጭካነኦም ሕዋስ ኣምላኽ ዘለዎም ነጋውስ ዘይኮኑስ ሕዋስ ሸይጣን ዘለዎም ነጋውስ'ውን ከምዝነበሩ ታሪኽ ተጻሒፉ ኣሎ።

ዘልኩ... ደኣ… ዘልኩሲ ኣምላኽ "ኦምኒ ፖተንት" እዩ። ኣምላኽ ኦምኒ ፕረዘንት እዩ። ምናልባት እቶም ትምህርቲ ዘይብልኩም ከይትጽገሙ ንእሽቶ መብርሂ ክህብ፡-

Omni potent፡- ኩሉ ዝከኣሎ

Omni present፡- ኣብ ኩሉ ግዜን ቦታን ዝርከብ

ዘልኩደኣ… ዘልኩሲ… ሰብ ብሞባይልን ኢንተርኔትን ኣብ ኩሉ ግዜን ቦታን ክርከብ ክኢሉ ኣሎ። ብማሽነሪን ካልእ ቴክናሎጂን ኩሉ ዝከኣሎ ክኸውን ሓኾት ይብል ኣሎ። (ኣበይ ክበጽሕ'ዩ፡ ክንርእዮ ኢና) ሓንቲ ተሪፋቶ ዘላ ሰብ ኣብ ፋብሪካ ሰሪሕካ ንመሸጣ ኣብ ዕዳጋ ምቕራብ እያ። ነዚኣ ኸኣ ይማወተላ ኣሎ። ሓንሳብ ኣብ በጊዕ፡ ሓንሳብ ኣብ ህበይ ትፍተን ኣላ። ዘልና…ደኣ

ድሕሪ ቁሩብ ዓመታት ኩሉ መቀያየሪ ናይ ወዲ ሰብ "ኖርማል" ኣብ ዝኾነ ድኳን ይሸየጥ ይኸውን እዩ። ሽዑ ከም ሓደ ቀሊል ነገር ክውሰድ እዩ። ንኣብነት ኩሊትካ ሓሚምካ ኣሎኻ ንበል። ናብ ድኳን ትኸይድ።

ንስኻ፡- "መን ሽምካ… ኩሊት ደልየ ነይረ"

በዓል ድኳን፡- "ናይ የማን ዋላ ናይ ጸጋም"

ንስኻ፡- "ናይ ጸጋም'የ ደልየ"

በዓል ድኳን፡- "ናይ ህንዲ.... ናይ ታይዋን ዋላ ቻይና"

ንስኻ፡- "ናይ ጃፓን… ቲሪን ትሮን ኩሊት ኣለካ"

በዓል ድኳን፡- "ኣሎና... ክንደይ'ዩ ቁጽሪ ኩሊትካ"

ንስኻ፡- "43 ወይ 44 ሃበኒ"

በዓል ድኳን፡- "ኢጋጣሚ ናይ መወዳእታ እያ ዘላትኒ"

ንስኻ፡- "ዋጋ ንገረኒ'ሞ … ጠቕልለለይ"

ዘልኩ ደኣ…. ዘልኩሲ ድሕሪ ወርሒ ምስ ኣዕሩኽትኻ ኩተዕልል ከለኻ፡

"እዚ ዓዲ ኮ ተበላሺዩ … ኩሉ ፌክ… ኩሉ ተግሊድ ኮይኑ፡ ኦሪጅናል ዝበሃል እኮ የለን። ብኣምሆ ሓዳስ ኩሊት ብኽቡር ገዚኤ ኣብ ነብሰይ ገጢመያ። ይገርመካ'ዩ… ኒ ኣንኬ ክልተ ሰሙን ከይሸንኩላ ተበላሽያ… ካብ'ዚኣ… እታ ናተይ ዝነበረት ትሓይሽ! ሽዑ ነታ ናተይ ከየቐምጣሲ ተጋግየ…" ኢልካ ተዕልል። ተጋጊኻ'ወ... ሓድሽ ሻንኬሎ'ኻ ጥዑይ ምኳኑ ከየረጋገጽካ፡ ኣረጊት ሻንኬሎ'ኻ ኣይትደርቢ ዝብል ምስላ ኣየንበብካን ዲኻ? ኢሎም ድማ ይመጻደቑልካ ገሊኦም።

ዓለምናን ፍጥረታታን…
ይገርሙኒ'ዮም!!

ሓደ መዋእሉ ብዘይ ክዳን ኣብ ጽርግያ ዝሓድር ፍጡር ትፈልጥ። ሓሚሙ ኣይፈልጥ ስዒሉ ኣይፈልጥ። ይነብር ትርእዮ። ሓደ ኸኣ ሸውዓተ ኮቦርታ ናይ ስዉድያ ተኸዲኑ፡ ኣብ ምዉቕ ገዛ፡ ኣብ ምቹእ ዓራት ከሎ ንፋስ ወሲዱ ሞይቱ ክብሉኻ ከለዉ እንታይ ዘየገርም ኣሎካ!!

*ሓውኹም ግርማይ ገረመው*

*ካብ ከባቢ ሰብን ኣምላኹን።*



# ፈነዋ ምስ ደረስቲ በየነ ሃይለን ኢሳያስ ጸጋይን



ብሞያ ፈጠራዊ ጽሕፈት (creative writing) ኣብ ስነ-ጽሑፍ ትግርኛ ልሉይ ቦታ ዘለዎም ዓበይቲ ደረስቲ በየነ ሃይለን ኢሳያስ ጸጋይን ናይ ሂወት ኣጋጣሚ ኾይኑ፡ ወርሒ ኣብ ዘይመልእ ጊዜ ተመራሪሖም ሓሊፎም። ኣቶ በየነ ብ29 ሰነ 2012 ኣብ መበል 71 ዓመቱ፡ ኣቶ ኢሳያስ ከኣ ብ23 ሓምለ 2012 ኣብ 56 ዓመቱ ዓሪፎም፤ ኣብቲ ዕድመ ዘይጸገቡሉ መዋእላቶም ዘፍረዩዎ ረዚን ስነ-ጥበባዊ ውርሻታት ሓዲጎም ከይዶም።

ደራሲ በየነ ሃይለ፡ ገና 20 ዓመት ከይመልአ "ዓቢዱዶ ትብልዎ" ብዘርእስታ ልብ ወለድ ጉዕዞ ስነ-ጽሑፍ ጀሚሩ፡ "ድኳን ትበርህ"፡ "ትጽቢት ባህጉ" ዝብላ ልብ ወለዳትን "ወግዒ ልቢ" እትብል ድራማን ምስ ብዙሕ ካልእ ዝተሓትመን ዘይተሓትመን ግጥምታት፡ ዛንታታትን ቴማታት (essays)ን ዘፍረየ ፍሉጥ ጸሓፊ ኣብ ርእሲ ምንባሩ፡ ርቀት ዝመልአ ቀባኢ (painter)ን ናይ ምሕደራ ክኢላን እውን እዩ ነይሩ። ደራሲ በየነ ሃይለ ብተወሳኺ ኣብ መጽሔት መንእሰይ'ውን ንመንእሰያት ዘነቓቕሑን ዘማእዝኑን ብርክት ዝበሉ ጽሑፋት ከበርክት ዝጸንሐ'ዩ።

ደራሲ ኢሳያስ ጸጋይ፡ ኣብ እዋን ሓርነታዊ ቓልሲ ኤርትራ ኣብ ውግእ ተሃሪሙ ድሕሪ ምስንካሉ፡ ብርዒ መቃለሲኡ ብምግባር ኣብ ዓውዲ ስነ-ጽሕፍን ባህልን ገጣሚ፡ ደራሲ ድራማን ቴማታትን ከምኡ'ውን ተዋሳኢ ብምኳን ኑቲ ንህዝቢ ኤርትራ ናጽነትን ክብርን ዘጐናጸፈ ዕላማታትን ክብርታትን ገድሊ ኤርትራ ዝጣበቕ ኣነቓቓሕን ወኒ ዘለዓዕልን ብሉጽ ስራሓት ዘበርከተ ውሩይ ተጋዳላይ ስነ-ጥበበኛ እዩ። ደራሲ ኢሳያስ፡ ድሕሪ ምጒንጻፍ ናጽነት ናይ ድራማ ንጥፈታቱ ናብ ፊልም ብምስፋሕ "ንእሽቶ ሓወይ ክንዲ ሓሙተይ (ሚለኑ)"፡ "ትማሊ"፡ "ጉያ" ዝበሃላ ዓበይቲ ተኸታተልቲ ፊልምታትን ከም "እታ ኣደ (ምስ ደራሲ ምስጉን ዘርኣይ)"፡ "ፍቕርን ኲናትን" ዝበላ ካልኦት ኣዘንተውቲ ፊልምታትን ዝደረሰን ዝኣለየን በዓል ሞያ እዩ። ካብ'ተን ንደርፌ ይኹን ንንባብ ዝጸሓፈን ነበርቲ ግጥምታቱ " 'ታ መሬተይ"፡ "ተጋዳላይ"፡ "ለሚን ለሚነይ"፡ "ሰብ'የ"፡ "ድጒዓ ህሉው"፡ "ሓሬና" ከም ኣብነት ክጥቀሳ ይኽእላ። ድራማዊ ፍርያቱ ድማ፡ "ልቢ"፡ "ዕትብቲ"፡ "መስርዕ ብሬን"፡ "ዓባየይ" ዘርእስቱ ትያትራዊ ስራሓት ይርከቦ። ደራሲ ኢሳያስ ጸጋይ፡ ምስ'ዚ ብሓጺሩ ዝተጠቕሰ ዝተፈላለየ ስነ-ጥበባዊ ንጥፈታቱ ኣብ ሓያሎ ሕታማት ናይ'ታ ኣብ ጊዜ ሓርነታዊ ቓልስን ኣብ እዋን ናጽነትን ብትካል ባህሊ ኤርትራ ትሕተም ዝነበረት ባህላዊት መጽሔት "ነጸብራቕ"፡ ኣባል ኣዳላዊ ቦርድ ኾይኑ ሰሪሑ እዩ። ከም ኣላዪ ጉጅለ ባህሊ ሰዊት ብምኳን'ውን ንብርክት ዝበሉ መንእሰያት ብስነ-ጥበብ መልሚሉ'ዩ።

ደራሲ በየነ ሃይለ ኣብ ስነ ጽሑፋዊ ስርሓቱ በብዓይነቱ ሓሳባት ኣብ ምምንጫው ፍሉይ ተውህቦ ዝነበሮ ስነ-ጥበበኛ እዩ። ኑቲ ዝፈጥሮ ሓሳባት ንምግላጽ ብዝኽእሎ ቅዲ ኣብ ቋንቋ ትግርኛ ፍሉያት ኣበሃህላታት ኩተኣታቱ ዝፈተነ ደፋር ጸሓፋይ ከኣ እዩ። ብዙሕ ዘንበበን ዝተመኩረን ምሁር ሰብ ምኳኑ፡ እቲ ዘልዕሎ ፍልስፍናዊ ሓሳባትን ዝድህስሶ ዝተፈላለየ ኣርእስትታትን የረድእ። ኣቶ በየነ ሃይለ፡ ኣብ ስነ ጽሑፍን ቅብኣን ጥራይ ዘይኮነ፡ ከም ምሁርን ክኢላን ምሕደራ፡ ኣብ ኤርትራ ጥበብ ምሕደራ ዝምዕብለሉ ባይታ ንምፍጣር ብደረጃ መስራቲ ዳይረክተር ማእከል ትካላዊ ብቕዓት ኤርትራ ክሳዕ ጊዜ ዕረፍቱ ከይተሓለለ ጽዒሩ። ኣቶ በየነ፡ ንምኹስኳስ መንእሰያት ፍሉይ ቈላሕታ ሂቡ ብኹሉ ዓቕምታቱን ሞያታቱን ንምዕባለ ህዝቢ ኤርትራ ክሰርሕ ዝጸንሐ ትሑትን ፈቃርን ዜጋ እዩ።



ደራሲ ኢሳያስ ጸጋይ፡ ንሞያ ስነ-ጥበብ ብዝነበሮ ተወፋይነት ዝልለ፡ ኣብ ዝተፈላለየ መዳያት ስነ-ጽሑፍን ምርኢታዊ ስነ-ጥበብን ክብ ብዝበለ ምህዞኣዊ ክእለት ብዙሕ ስራሓት ዘበርከተ ንኡድ ስነ-ጥበበኛ እዩ። ጻዕሪ፡ ፈጠራውነትን ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን ስለ ዝነበሮ ኸኣ እዩ ክዕወት ክኢሉ። ኣቶ ኢሳያስ፡ ገና ዝበለጸ ስራሓት ከፍሪ ትጽቢት እናተገብረሉ ኣብ ማእከላይ ዕድሚኡ ምኽሳፉ ኣዝዩ ዘሕዝን'ዩ።

ደረስቲ በየነ ሃይለን ኢሳያስ ጸጋይን፡ ኣብ ንጡፍ ናይ ስራሕ ዕድመ ኸለዉ ምማቶም'ኳ ካብ ብዙሕ ፍርያቶም እንተ ኣትረፈና ሓወልትታት ዝኾኑ ስራሓት ገዲፎም ስለዝሓለፉ ኣይሞቱን - ወትሩ ነበርቲ፡ ወትሩ ህያዋን እዮም። በዚ ኣጋጣሚ ድማ፡ መጽሔት "መንእሰይ" ንቤተ ሰቦምን ንኣፍቀርቲ ስራሓቶምን ጽንዓት ይሃብኩም ትብል!

***